# ትሕዞ መንእሰይ


ቃል ኣሰናዳኢ 2

ደሃይኩም 3

ጉዳያት መንእሰይ 4
- ታሪኽ ትማሊ ብታሪኽ ሎሚ ይኹላዕ
- 2015፡ ባብ ብሩህ መጻኢ
- ኣቲ ቅኑዕ መገዲ ክብረት

ደሃይ ማሕበር 12
- ዞባዊ ርክብ ፌደረሽን ደሞክራሲያውያን...
- ቅነ ዞባ ጋሽባርካን ዞባ ከሰላ ሱዳንን
- ቅነ መንእሰያት ሳዋ

ለውጢ 20
- ምእላይ ዕፋፈት ኣብ ሓድሽ ዓመት

ሞያን ስራሕን 22
- መጻኢና ካባና!
- ብሉጽ ምርምርን ስራሕን

ሃበርም 27
- ዶ/ር ዑቑበይ ክፍለእየሱስ

ሕብረተሰብ መንእሰይ 30
- ዕዉት ዝምድና ንምምስራት
- እንታይ ትጽበዩ ኣለኺ?
- ኑዛዜ ፍቕሪ

ሕግን ስነ-ምግባርን 34
- "ኣይውላደይንዩ"
- ኣብ ጽምብል መርዓ ቀለቤት ምጥላቕ
- ስለምንታይ ካብ ሓዳር ወጻኢ ጾታዊ ርክብ?

ሓንቲ ሕቶ ኣላትኒ 39
- ሕማም ግዜ መገሻ ብኸመይ ንከላኸሎ?

ወግዒ ብሓሳባት 41
- ፈያሜታ
- ኣዶልፍ ሂትለር
- ቅዱስ ቶማስ ኣኲይናስ
- ዕዉታት ሰባት ከመይ ዝበሉ'ዮም?

ሳይንስን ተክኖሎጅን 46
- ዕዉት ሂወታዊ ዋህዮ ብሶፍትዌር
- ስምዒታዊ መጽሓፍ
- ብሃይድሮጅን ዝሰርሕ ባትሪ
- ኣደናቒ ምንጪ ወርቂ ዓለምና
- ደረጃታት ምምሃር ቃላት ኣብ ህጻናት

ባህልን ስነ-ጥበባትን 48
- ዕላል ምስ ወይኒሓረግ ሃይለ

ስፖርት 54
- ቱር ደ ፍራንስ

መለሳ 56






## ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
## ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ለካቲት 2015 ቁ.45

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10

ዋና ኣሰናዳኢ
መስፍን ገብረሂወት

ዲዛይን ገበር
መሓመድ ኢብራሂም

ስእሊ
የሃንስ በረኸት


ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ኣበርክቶ ይኹን ሃናጺ ነቐፌታ በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ።


መጽሔት "መንእሰይ"
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

ዘርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ 200454

# ቃል ኣሰናዳኢ

እቲ ቅድሚ 25 ዓመታት ኣብ ለካቲት 1990፡ ንምጽዋዕን ከቢድ ሓራ ዝበረ፡ "ስርሒት ፈንቅል" ዝተሰምየ ስትራተጂያዊ መጥቃዕቲ ሓርነታዊ ሰራዊት ኤርትራ፡ ኣብ ታሪኽ ወተሃደራዊ ግጥማት ዓለምና፡ ሐደት መዳርግቲ ጥራይ ዘርከቦ፡ ብመሬትን ባሕርን እጹብ ወተሃደራዊ ቅያ ዝተፈጸመሉ፡ ብውሕሉል ወተሃደራዊ ስልቱ፡ ብበርቃዊ ቅልጣፈኡን ስፍሓት ሽፈንኡን ንዓለም ዘገረመ፡ ኣብ ክሳድ መግዛእቲ ናይ መጨረሽታ መሸንቆቒ ብምድቓዱ፡ መግዛእቲ ፍርቂ ዘመን ፈንቂሉ፡ ጸላይ ሓርነት ኣድማዒ ዝኾሉ፡ ዜጋታት'ዛ ሃገር፡ ብሓበን ኩርዓትን ዝዝከርዎ ዝሕበንሉን ታሪኻዊ ስርሒት እዩ። ናይ ወርሒ ለካቲት መጽሔት መንእሰይ፡ "ፈንቅል፡ ጨሪ ምሉእ ብርሃን" ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ ጽንብል ብሩራዊ እየቤልዩ ስርሒት ፈንቅል ብደምቀት ኣብ ዝተባዕለሉ ወርሒ ትወጽእ ስለዝኾነ፡ ኣውራ ኣተኩሮኣ ገይራቶ'ላ።

ዓመተ 2015፡ መስከት ትሰፋው መድረኽ'ያ። መላእ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ኣጸደ ራህዋ ዚዒመሉ፡ እቲ ዝያዳ ዘርኸተን ብዝያዳ ተወፋይነት ዝሰርሐን ድማ ዝያዳ ጻማ ዝሓፍሰሉ ክትከውን ኣብ ርእሲ'ቲ ዝጸንሐ ሓያል ርእሱምትእምማኑ ዝያዳ ምትእምማን ወሲኹ እዩ ዝኣትዎ ዘሎ። ነዚ ዝምልከት ጽሑፍ ድማ ብሻልኣይ ተሰሪዑ ዘሎ ኣተኩሮ መጽሔት መንእሰይ እዩ። 2015፡ ባብ ብሩህ መጻኢ ብዝብል ኣርእስቲ ተዳልዩ ኣሎ።

ፍልሰት ኣህዙብ (Migration) ከምኡ'ውን ንግዲ ዘይሕጋዊ ምስግጋር ሰብ (Human traffiking) ሕብረ-ብዙሕ ደራኺ ጠንቅታት ዘለዎ እዩ። ነዚ ዘብርህ ጽሑፍ ብመልክዕ ትንታነ ኣብ ዓምዲ ጉዳያት መንእሰይ ቀሪቡ ኣሎ።

ኣብ'ዚ ዘለናዮ እዋን ኩሉ መዳያዊ ንቕሓት፡ ቅድመ-ኩነት ንኹለንተናዊ ምዕባለ እዩ ክበሃል ይኽኣል። ሰውራ ኤርትራ ብሓይሊ ብረትን ብዝሒ ሰብን ዘይኮነ፡ ብሓያል ንቕሓትን ግብራዊ ተሳትፍኦትን ኩሉ ቀጻላታት ሕብረተሰብ ብፍላይ ከኣ መንእሰያት ክዕወት ከም ዝኸኣለ ታሪኽ ምስክር'ዩ። ፖለቲካ ኣካል መዓልታዊ ሂወትና ምኻኑ ኩሉ ሰብ ዝኣምኖ ሓቂ እዩ። ካብ ፖለቲካ ተፈሊኻ ምንባር ማለት፡ ካብ ሂወት ከባቢኻን ሕብረተሰብካን ሃገርካን ዓለምን ተፈሊኻ ምንባር ማለት'ዩ። መንእሰያት ኑቲ ህሉዊ መድረኽ ብዓቢኡ ክዋንኡዎ ንደሌታትን ጠለባትን ሕብረተሰቦም ብግቡእ ክምልሱን ፖለቲካዊ ንቕሓቶምን ተሳታፍኖቶምን ክዓዝዝ ልዑል ኣገዳስነት ኣለዎ። ፖለቲካዊ ንቕሓት ንዝኾነ ፍጻሜታት ብመንጽር ሃገራዊን ህዝባዊን ረብሓታት ክትርድኦም ምኽኣል ክኸውን ከሎ፡ ፖለቲካዊ ተሳታፍነት ድማ፡ ነቶም ረብሓታት ንምዕባይ ቀጥታዊን ዘይቀጥታዊን ተሳታፍነት ምህላው የመልክት።

ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ፡ ፖለቲካዊ ንቕሓትን ተሳታፍነትን መንእሰያት ንምዕባይ ዝተፈላለዩ መደባት ከተግብር ጸኒሑ እዩ። ዝተፈላለዩ ዓበይቲ ሰሚናራት፡ ኣስተምህሮታትን ስልጠናታትን ካድርን ነዚ ዕላማ'ዚ ንምጭባጥ ብቐጻሊ ዝካየዱ መደባት እዮም። ሕጂ'ውን እንተኾነ ሃማመተኤ፡ ብተጻዊኡ ንዝገጥሙና ዘለዉ ብድሆታትን ተጻብኦታትን ብበቐዓት ንምምካትን ንምግጣሞምን ፖለቲካዊ ንቕሓቶም ክብ ክብልን ተሳታፍኖቶም ኣብ ኩሉ መዳያት ክዕበን ሓደ ካብ ዓበይቲ መደባት ናይ 2015 እዩ። ማሕበር ናይ 2014 ሰራሕ ብዕምቈት ድሕሪ ምግምጋም ዝበረ ብልጫታትን ድኻማትን ኣለልዩ፡ ኣብዚ ዓመት ዝትግበር ተዓቃኒ መደብ ሰራሕን ባጀትን ኣጽዲቑ ኣሎ። ብዛዕባ'ዚ ንዝበረ ገምጋማዊ ኣኼባ ምርኩስ ብምግባር ኣብ ዓምዲ ደሃይ ማሕበር ተዳልዩ ኣሎ። ኣብ'ታ ዓምዲ ብዝወሰኸ፡ ኣብ መወዳእታ ዓመተ 2014ን ምጅማር 2015ን ካብ ዝተሰላሰሉ ፍጻሜታት ናይ ሰለስተ ቀሪቦም ኣለዉ።

ዓምዲ "ሃብርም"፡ ካብ 1ይ ክሳዕ 5ይ ክፍሊ ኣብ መደብ ወይ ከኣ ኣብ እምኒ ኮፍ እናበሉ ይመሃሩ ካብ ዝነበሩ ብጾታ ወጺኦ፡ ኣብዚ እዋን'ዚ ኣብነታዊት ዶክተር ክትከውን በቒዓስ ሞያዊ ኣበርክቶኣ ብትግሃትን ተወፋይነትን ኣብ ምሃብ ምስ እትርከብ ዶ/ር ዑቑበይ ክፍለእየሱስ ዝተኻየደ ዕላል ሒዛ ወጺኣ ኣላ። ንቑልዑን መንእሰያትን ተመሃሮ ብእወንታ ክትጸልዎን ቅዱስ ቅንኢ ክተሕድርን ድማ እምነት መጽሔት መንእሰይ እዩ።

ደራስን ጋዜጠኛን ተሰፋዬ ጉብረኣብ ብደርፌ ንዝካየድ ስነ-ኣእምሮኣዊ ኩናት ኣመልኪቱ ብዮጭብጥ ኣብነታት ኣሰንዩ ዝዳለዎ፡ ብሕልፊ ንመንእሰያት ዕዙዝ ኣገዳስነት ዘለዎ ጽሑፍ፡ ኣብታ ፍልስፍና ጠቓሚ ሓሳባት ዝቐርበላ ዓምዲ "ወግዒ ብሓሳባት" ቀሪቡ ኣሎ።

ስነ-ጥበበኛ ወይኒ-ሓረግ፡ ንልዕሊ ሓደ ዓመት ብሰንኪ ዘጋጠመ ሕማም መንሸሮ ጡብ፡ ኣብ ወሽጢ ሃገር፡ ሱዳንን ምስርን ሕክምና ክትከታተል ድሕሪ ምጽናሕ፡ ሕክምናኣ ዛዚማ ናብ ሃገራ ተመሊሳ ኣላ። ሕማም ወይኒ-ሓረግ፡ ኣብ ህዝቢ ኣፍቀርታ ልዑል ሻቕሎት ፈጢሩ ዝጸንሐ ስለዝኾነ፡ ንኹነታት ጥዕናኣን ናይ ስነ-ጥበብ ስርሓታን ኣመልኪትና ኣዕሊልናያ ኣለና።

ፍትወቲ ዓምዲ "ዘልኩ ደኣ!" ናይ ሳንዲት ንሎሚ ኣይክትህሉን'ያ። ሳንዲት ኣራኽቦ ኣይረኸበን። ኣብ ዝቕጽል ሕታም ግና ቅድሚ ኹሉም ኣበርክተቲ ከረክበና ምዃኑ ቃል ኣትዩልና ኣሎ፤ ኢንሻላህ!

# ደሃይኩም

## ኣብ ሂወት ከመይ እዩ ኣጠማምታና?

ሰላምን ጥዕናን እምኞልኩም ኣዳለውቲ መጽሔት መንእሰይ። ነዛ ብዙምሳል ዕምባባ ጽገሬዳ ተዳልያ ንሂወት እትፍትሽ ጽሕፍቲ ኣብ ዓምድኹም ቦታ ክትህቡለይ ብምትሰፋው እሰደልኩም ኣለኹ።

ዕምባባ ጽገሬዳ ካብ ኩሎም ዕምባባታት ብዓለም ደረጃ እታ ኣዝያ እተፈትወት እያ። ካብ ምፍታዋ ዝተላዕለ ድማ ንግስቲ ዕምባባታት (Qeen of flowers) ተባሂላ ትጽዋዕ። እቲ ዘገርም ነገር ግና ሰባት ብባህሪኦም እሾኽ ዘይፈትዉ ክነሶም፣ ነዛ እሾኽ ዘለዋ ዕምባባ ጽገሬዳ ክፈትዉዋን ከድንቅዋን ይረኣዩ። እቶም ዝፈትዉዋን ዘድንቅዋን ድማ ብኽልተ ዝተፈላለየ ኣረኣእያ ብምርኣይ እዮም። እቶም ሓደ ኣብ ከምዚኣ ዝኣመሰሉት ጥዑም መኣዛ ጸቡቕ መልክዕ ዘለዋ ዕምባባ፣ ፈጣሪ እሾኽ ብምፍጣሩ እናነሃዩ የድንቅዋ። እቶም ካልኦት ከኣ ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ተዋጋኢ እሾኽ ፈጣሪ ጽገሬዳ ትኣክል ዕምባባ ብምፍጣሩ እናኣመስገኑን እናተሓጎሱን የድንቅዋ። ዘገርም ነገር'ዩ።

እታ ንምምስጋንን ንምጉሃይን ትኽውን ዘላ ጽገሬዳ፣ ሓንቲ ክንሳ ኣብ ሰባት ግና ዝተፈላለዩ ስምዒታት ትፈጥር። እቶም ገሊኦም ቡቲ እሾኽ ገይሮም ነታ ጽገሬዳ ክርእዩ እንከለዉ፣ እቶም ገሊኦም ድማ ቡታ ጽገሬዳ ገይሮም ነታ እሾኽ ደርእዩ። እምበርከስ እቲ ፍልልይ ኣብ'ቶም ረኣይቲ ወይ ድማ ኣብ ኣረኣእያ ናይ'ቶም ሰባት እዩ ዘሎ።

ሂወት ኣብ'ዛ ምድሪ ልክዕ ከምዛ ጽገሬዳ እያ ትመስል። እቶም ኣብ'ዛ ምድሪ ዘለዉ ሰባት ድማ ቡቲ ኣብ'ዛ ሂወት ዘለዎም ኣረኣእያ ብኽልተ ዝተመቐሉ እዮም። እታ ሂወት ንኹሉ ሓንቲ ክንሳ ንገሊኦም ንመመስገኒ ምኽንያት ክትኮኖም ከሎ፣ ንገሊኦም ከኣ ንመጉሃይን ንመጉረምረምን



ምኽንያት ትኾኖም። እዚ ኸኣ እታ "ሂወት" ትብሃል ዝተፈጥረቶ ነገር ዘይኮነስ፣ ኣብ ልዕሊ እታ ሂወት ዘለዎም ኣረኣእያ ዝፈጠሮ እዩ።

ከም ሂወት ኣብ ሂወት ናታ ዝኾነ እሾኽ ኣሎ። ኣብ መነባብሮና'ውን ናቱ ዝኾነ እሾኽ ኣሎ። ኣብ ዓለምን'ውን ከይተረፈ ናታ ዝኾነ እሾኽ ኣለዋ። ኑቶም ኣዒንቶም ዝተኸፍተ ግና ኣብ ውሽጢ እዚ እሾኽ ዕምባባ ኣሎ።

ንሕና ንነብስና ኣበየናይ ኮን ምመደብናያ? ምስ'ቶም ኣብ ውሽጢ እሾኽ ዕምባባ እናረኣዩ ዘመስግኑ ሰባትዶ ወይስ ምስ'ቶም ኣዒንቶም ዘይተኸፍተ ኑቲ እሾኽ እናረኣዩ ከጉረምርሙ ዝነብሩ ሰባት?

እስከ ነንብስና ንፈትሽ?

መልሲ ኣብ ዝመጽእ ሕታም መጽሔት መንእሰይ ክጸበ'የ።

ፍሊሞን ተወልደ (ዕምብረ)

ሰንዓፈ

## ደብል ሕርያ

መጽሔት መንእሰይ ኣብ ዓምድታት ሃብርምን ባህልን ስነ-ጥበባትን ብእተምጽኦም ኣጋይሽ ኣዝየ ዕጉብ'የ። ስለዝኾነ፣ ነዛ መጽሔት ምንባብ ክጅምራ እንከለኹ፣ በዘን ዓምድታት'የ ዝጅምር።

መጽሓፍ "ተረፍ" ዓዲገ ምስ ነብበክዋ፣ ዝሓለፍክዎ መድረኻት ንእስነተይ ብጥበባዊ መልክዕ ቅጅል ኣቢላ ስለዘዘኻኸረትኒ፣ ምስ ደራሲኣ ብኣካል ተራኺበ ከዕልል ዕድል ክረክብ ተመንየ ነይረ። ኣብ ዝሓለፈ ሕታም ዕዱም ጋሻ ዓምዲ ባህልን ስነ-ጥበባትን ናይ'ዛ መጽሔት ክኸውን ምሕራይኩም ገሪሙኒ። ደብል ሕርያ! እቲ ዕላል ሓያል ዕምቈት ዝለበሮ ምንባሩ ድማ ንመጽሔት መንእሰይን ንደራሲ ኣኸደርን መሊሰ ኣድኒቐዮም። ደራሲ ኣኸደር ጥበባዊ ስርሑ ብምቕጻል፣ ንሂወት ናይ'ዚ ናይ ሕጂ ወለዶ መንእሰይ ዝገልጽ መጽሓፍ ኩዳልወልና ሓሲብሉ ክሀሉ እትሰፎ።

ሓበን ኢሳያስ ካብ ኣስመራ

## ብዙሎቶ ክትቅጽል

መጽሔት መንእሰይ ካብ ግዜ ናብ ግዜ እናተመሓየሸትን እናማዕበለትን ትመጽእ ዘላ'ያ።




መንእሰያት ኣብ ምንቃሕ ትጻወቶ ዘላ ተራ'ውን ኣቕሊልካ ዝረአ ኣይኮነን። በዚ ሒዙቶ ዘላ ክትቅጽል ድማ ለበዋይ ኣመሓላልፍ።

ሓጎስ ሃይለ ካብ ዓሰብ (ረፋይነሪ)

ምስግና ጉብረወልድ ካብ ባረንቱ

## ዘይትብተኸ ምራን

ዕዙዝን ምዉቕን ሰላምታይ ተቐበሉኒ። ኣብ ኩሉ ስርሓትኩም ኣሳልጦ እምኞልኩም። መጽሔት መንእሰይ ኣብ ፖለቲካዊ ይኹን ማሕበራዊ ትግባር ዘላ ስራሕ ኣዝዩ ዝኣድ'ዩ። መመሊሳ ክትሰውድን ክትሕይልን ድማ በዓል ምሉእ ተስፋ'የ። ሽሕኳ ሎሚ ተሳታፊ 'ዛ ዝፈትዋ መጽሔት ክኸውን ተብግሶ እንተወሰድኩ፣ ካብ'ታ ፋልመይቲ ሕታም ኣትሒዘ'የ ከንብባን ክሰዕባን ጀሚረ።

እምበኣር ነዛ "ዘይትብተኸ ምራን" ዝርእስታ ግጥሚ እልእከልኩም ኣለኹ፣ ቦታ ክትህብዋ ድማ እምነተይ እዩ።

ኣቲ መጽሔት መንእሰይ ናይ ኣእምሮይ ልብሲ  
እዛ ኑብሰይ ከይትኸውን መፍቶ ድኽነት ቁርሲ  
ናይ ሰብ ጽግዕተኛ ኮይና ድንቁርና ከይተሳሲ  
ድሕሪሰብ ከይትተርፍ መታን ከይትሓንኽ ትቕልሲ  
ደረተይ ነፊሐ ክኑብር ምህሮኺ ተኾልሲ  
ናይ ሕልናይ ልጓም ዘይናተይ ከይጥምት  
ተምዕጉኒ ቀለም ክኾነልኪ ሓየት  
ግራት ኣእምሮይ ኣለሳሊስኪ ተትሕዝኒ ኣርዑት  
ብዘሎኒ ክሕጎስ ናይ ትምኒተይ ልጓም  
ዓባይ ቀለቤት ንእስነተይ ናይ ትማል ቅድሚ ትማል  
ዋላ ጽባሕ ተሳልይኒ ዘይትብተኺ ምራን  
ቀለምኪ ኣይተህፍፊ ከይሓስመኒ መታን

ጀማል ስራጅ ካብ ኣኽርያ

## ጉዳያት መንእሰይ

# ታሪኽ ትማሊ - ብታሪኽ ሎሚ ይኹላዕ

ሃገራዊ ታሪኽ፡ መግለጺ ሚዛንን ክብረትን ሓደ ህዝቢ እዩ። ብዓይኒ ታሪኽ፡ ኩሎም ህዝብታት ሓደ ዓይነት ሚዛን ዘውጽዎም ኣይኮኑን። ብመጠን ዝገጠሞም ብድሆታትን ንዕኡ ንምስዓር ዝሓለፍዎ ታሪኽ፡ ዘጥረይዎ ክብርታትን ዝፈጸምዎ ቅያታትን፡ ርዝነቶም ኣዝዩ ዝተፈላለየ እዩ።

ህዝቢ ኤርትራ፡ ዓማጺን ተጻብኦን ባህርይ ዘይብሉ፡ ናቱ እምበር ዘይናቱ ዘይደሊ ወረጃ ህዝቢ እኳ እንተኾነ፡ ብሰንኪ ዓይኒ ዝስሕብ ስትራተጂያዊ ኣቀማምጣን ጸጋታትን ሃገሩ፡ ገባቲ ፖለሲ ርእሰ-ሓያላን፡ ከም ሃገርን ህዝብን ካብ ካርታ ዓለም ክሕከኽ ፈሪድዎ ነይሩ እዩ። ኣብ ባይታ ግን፡ ኤርትራዊ ሃገራዊ መንፈስ ብቐሊሉ ዝሕከኽ ኮይኑ ኣይተረኽበን። ህዝቢ ኤርትራ፡ ጂኦ-ፖለቲካዊ ስትራተጂ ዓበይቲ ሓይልታት ዓለምና ንምርዋይ ተባሂሉ፡ ሕጋዊ መሰሉ ንናጽነት ምስ ተነፍጎ፡ ጥንጥንግ ዓለማዊ ውዲት ፈንጠሱ፡ ዝተመንዘዐ መሰሉ ብቐልጽሙ ንምርግጋጽ፡ ኣብ ዘመናዊ ዓለምና ሓደ ካብቶም ዝጸንከሩ ነዊሕን መሪርን ሓርነታዊ ተጋድሎ ክካይድ ተገዲዱ እዩ። እዚ ነዊሕ ኩናት'ዚ፡ ድማ፡ መዘና ኣልቦ ቅያን ጅግንነትን ኤርትራውያን ዝምስክር ድንቂ ፍጻመታት ዝሓቖፈ እዩ።

ሓደ ካብ'ቶም ገላሉም ዝጥቀሱ ጅግንነታዊ ፍጻመታት ሓርነታዊ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ፡ እቲ ቅድሚ 25 ዓመታት ኣብ ለካቲት 1990፡ ንምጽዋዕን ከባቢኣን ሓራ ዝገበረ፡ "ስርሒት ፈንቅል" ዝተሰምየ ስትራተጂያዊ መጥቃዕቲ ሓርነታዊ ሰራዊት ኤርትራ ኣብ ልዕሊ ሰራዊት መግዛእቲ ኢትዮጵያ እዩ።

ስርሒት ፈንቅል፡ ኣብ ታሪኽ ወተሃደራዊ ግጥማት ዓለምና፡ ሓደት መዳርግቲ ጥራይ ዝርከቦ፡ ብመሬትን ባሕርን እጹብ ወተሃደራዊ ቅያ ዝተፈጸመሉ፡ ብውሕሉል ወተሃደራዊ ስልቱ፡ ብበርቃዊ ቅልጣፈኡን ሰፍሓትን ሽፈንኡን ንዓለም ዘገረመ፡ ኣብ ክሳድ መግዛእቲ ናይ መጨረሽታ መሸንቆቓ ብምድቕዳቕ፡ መግዛእቲ ፍርቂ ዘመን ፈንቂሉ፡ ጸሓይ ሓርነት ኣድማቒ ዝኸልዐ፡ ዜጋታት'ዛ ሃገር፡ ብሓበንን ኩርዓትን ዝዝንተውሉ ዝዝክርዎን ዝሕበኑሉን ታሪኻዊ ስርሒት እዩ።

እዚ ኣብ ውሽጢ 72 ሰዓታት ዝተፈጸመ መስተንክር ቅያ'ዚ፡ ኣብ ወተሃደራዊ ግጥማት ሓርነታዊ ቃልስና ጎሊሑ ዝሰፈረ ብርቂ ፍጻመ ይኹን እምበር፡ ናይ እዋን ገድሊ ኤርትራዊ መንእሰይ፡ ናብ ከምዚ ዝዓይነቱ ዝፍን ስትራተጂያውን መጥቃዕቲ ክሰጋገር ቅድሚኡ ዘቀደዶ ምርብራብ እቲ ዝወሓደ ዝበርተዐን ሓያል ጸንዓት ዝሓተተን እዩ ነይሩ። ስርሒት ፈንቅል እምበኣር፡ ድምር ውጽኢት ናይቲ፡ ኣብ እምባታት ናቕፋ፡ ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕል፡ ባርካን ኣብ ኩሉ ከባቢታት ሃገርን ካብ 1978 እዋን ስትራተጂያዊ ምዝላቕ ጀሚሩ ን12 ዓመታት መመላእታ ብዘይ እስትንፋስ ዝተኻየደ፡ ገዛእቲ ኢትዮጵያን ርእሰ-ሓያላን ዘራያቶምን ኣላሽ ዝበልሉ ማእሊያ ዘይብሉ ናይ ምርብራብ ግጥማት እዩ።

ሓርነት ምጽዋዕ፡ ድኅ መግዛእቲ ገለህ፡ ፍናን ናይ'ቲ ኣብ ውሽጢ ሃገርን ወጻኢን ዝነበረ መላእ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ዝበረኸ ጥርዚ ብምድያብ፡ ንትዕዛ ናብ ምሉእ ኣዋእዛ ብርቱዕ ናህሪ'ዩ ደሊቡሉ። ድሕሪ ስርሒት ፈንቅል፡ ሓርነት ኤርትራ ፍጹም ዘየጠራጥር ክስተት ምኳኑ



ግሁድ እኳ እንተነበረ፡ ዓሻ ግን ክሱብ ገቦጣ ዝውሳኖ ስለዝጸወት፡ ግዝኣት ኢትዮጵያ፡ ስዕረቶም ተኣማሚኖም፡ ካብ ሓሙሽሽቲ ኩናት 30 ዓመት ዝተረፈ. ሰብኣዊን ንዋታዊን ጸጋታቶም ኣብ ከንዲ ምእርናብ፡ ኣብ ጸወታ ቅብጸት እየም ቀጺሎም። እንተኾነ፡ ሕኑቕ ብዘይካ ዓፍራ ካልእ ስለዘይወጸኦ፡ ኣብ ከቦ እትዮም እኽበለው፡ ኣብ ግንባራት ጊንዳዕን ደቡብን ዝነበርዎ ዝለፉ ምዕልባጥ፡ ዘምጽኦ ለውጢ. ኣይነበረን። ነዊሕ ኣብ ዘይናጎ ግዜ ድማ፡ ህዝባዊ ሰራዊት፡ ንመላእ ኤርትራ ኣብ ትሕቲ ቁጽጽሩ ብምእታው፡ ቃልሲ. ንናጽነት ኣብ ምዕራፉ ኣብጺሕዎ።

እዚ ዘኹርዕ ሃገራዊ ታሪኽ፡ በቲ ልዑል ፍቕሪ ሃገርን ህዝቢን፡ ሓያል እምነት ኣብ ዕላማ፡ መዳርግቲ ኣልቦ ጽንዓት፡ ጅግንነት፡ ተወፋይነት፡ ርእሰ ምትእምማን ዝመላለዩኦ፡ ክንጾ ውልቃዊ ጥዕሞ፡ ረብሓ መጻኢቲ ወለዶታት ዘቐደም ተወፋይነት ኤርትራውያን መንእሰያት ዝተነደቀ እዩ። እቲ ቀንዲ ሓይሊ ህዝቢ ኤርትራ፡ እዚ ዝተገልጸ ሃገራዊ መንፈስን ሞራልን መንእሰያቱ እዩ። ሚዚኡን ክብረቱን ኣብ ቅድሚ ማሕበረሰብ ዓለም ኣገዚፉ ሪዚንን ብቐለሉ ዘይልዓልን ዝገበሮ ረቛሒ. ድማ፡ እቲ ብመንእሰያቱ ዝተሰርሐ ዘለዐበን ታሪኹ እዩ።

ከም ስርሒት ፈንቅል ዝኣመሰሉ ንኽቡር ታሪኽና ዘዘኻኽሩ ሃገራዊ ጽምብላት እምበኣር፡ ህላወና ንምርግጋጽ ኣብ ዘካየድናዮ ነዊሕ ምርብራብ ዝሰደቕናዮ ዘኹርዕ ሃገራዊ ታሪኽ ብምዕቃብ፡ ንኽብረት ዘብቅዓና ሃገራዊ ሞራልን ክብርታትን ወትሩ ኣብ ቦታኡ ምህላው ንምርግጋጽ፡ መላእ ህዝቢ፡ ኣውራ ድማ መንእሰያት ናይዚ መድረኽ'ዚ ቃልና እነሐድሰሉም ኣጋጣሚታት እየም። ምኽንያቱ ዘለዐበን ሃገራዊ ታሪኽ፡ ኣብርኑቱ ዘረጋገጸ፡ ንዕኡ ዝሃነጸ ጅግንነት፡ ባህልን ክብርታትን ከይተበረዘ እናተወራረሰ ምስዝቕጽል፡ እቲ ደራኺ. ዕላማ ድማ ሸቶኡ ምስዝወቅዕ እዩ። ጽምብል ስርሒት ፈንቅል ኮነ ካልኦት ተመሳሰልቲ. ጽምብላት ሃገራዊ ታሪኽና፡ ነቲ ኣዝዩ ክቡርን ዘኹርዕን ሃገራዊ ታሪኽና ብምግላጽ፡ ወትሩ ህያው ኮይኑ ክነብር ዘኽእሉ ብምኻኖም፡ መንእሰያት ጅግንነት ኣቦታቶምን ኣደታቶምን ዘድንቕሉ፡ ናይ ሓበንን ኩርዓትን ዝኸርታት እየም። ከመይሲ፡ ዘኹርዕ ሃገራዊ ታሪኽ - ዋንኡ ናይ ሰራሕቱ ዘይናጎ ብቐንዱ ናይ ወረስቱ እዩ። ከመይሲ. እቶም ነዚ ዘኹርዕ ታሪኽ ዝሰርሑ፡ ንመጻኢቲ ወለዶታት ክብረት ኣጓናጺፉም ሓሊፉም እየም። ሓርበኛ ኣይነበርን እዩ፡ ታሪኹ እዩ ነባሪ!

ብኸምዚ ዝኣመሰለ፡ እምብዛ ዘለዐበንን ዘኹርዕን ጅግንነታዊ ታሪኽ፡ ሓርነቱ ብጉዚኡ ቅልጽሙ ዝጨበጠ ገድላዊ ህዝቢ ኤርትራ፡ ንናጽነት ከም ቅድመ ኩነት ንምህናጽ ፍትሓዊን ራህዋን ዝሰፈኖ ስልጡን ሕብረተሰብ እምበር፡ ከም ናይ መወዳእታ ዕላማ ጠሚቱዎ ኣይፈልጥን። በዚ ድማ ድሕሪ ሓርነት፡ ረመጽ ሓርነታዊ ኩናት ኣጥፊኡ፡ በሰላ ኩናት ኣሕወዩ፡ ብዘተዓጻጸፈ ጻዕርን ህርኩትናን ኣብ ጎደና ስልጣኔ ንኽጽንበር፡ ኣብ ዳግማይ ገድሊ. ንህንጻትን ልምዓትን ሃገር ተጸሚዱ ይርከብ። ተረኺቡቲ ወለዶ ድማ፡ ብመጠን ዘለዐበን ታሪኽ ወለደና፡ ኣብ ምክልኻል ልኡላውነት ሃገር ኮነ ኣብ ልምዓታዊ ተጋድሎ፡ ብርቂን ኣብነታዊን ቅያታት ኣብ ምፍጻም ንርከብ ኣለና።

ራእይን ዕላማን ሰማእታት ፈንቅል ኮነ ኩሎም ናይ ቅድሚ ናጽነትን ድሕሪ ናጽነትን ሰወኣትና... ሓርነት እዩ። ሓርነቱ ብሓርነቱ ዝለዓለ ዕያር ናይ ሓርነት። ኩለንተናዊን ምሉእን ሓርነት። ናጽነት፡ ዝበረኸ ሃገራዊ ዕላማ ንምጭባጥ ከም መሰረት ዜገልግልና ባይታ ጥራይ እዩ ነይሩ። እቲ ዝበረኸ ዕላማና መንፈሳዊን ነገራዊን ጠለባት ዜጋታት ብምልኣት ዘረጋግጽ፡ ምዕሩይ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊ፡ ባህላዊን ማሕበራዊን ዕቤት ምርግጋጽ እዩ። ባህጊ ህዝቢ ኤርትራ ንሱ እዩ። እዚ ባህጊ'ዚ፡ ሎሚ እውን ከም ትማሊ. ብጻዕሪ ተረካቢ ሕድሪ ወለዶ እዩ ዘሰምር። ስለዚ. ድማ'ዩ ጻዕርና ጻዕሪ ናይዚ. መድረኽ'ዚ. መንእሰያት ካብ ምንጪ. ዘለዐበን ታሪኽና ጸዓት እናሰተኹ፡ ክሱብ መወዳእታ ማይል ዜልሓጥ ከይበለ ክቕጽል ዘለዎ። ታሪኽ ትማሊ. ብታሪኽ ሎሚ ስለዝዕቀበን ስለዘኹላዕን። ክብርን ሞገስን ነቶም ሃገራዊ ክብረት ዘጎናጸፉና ጀጋኑ ኣሕዋትናን ወለድናን! የቐና ነቲ ትብዓቱን ጅግንነቱን መለክዒ. ዘይርከቦ ሰራሕ ተኣምር መንእሰይ ኤርትራ!!

# 2015፡ ባብ ብሩህ መጻኢ

ልቢ ኤርትራውያን መንእሰያት ዝሰለበ ባህጊ ናጽነትን ምዕባለ ሃገርን፡ ሓይሉን መጠኑን ክትልክዮን ክትገልጾን ዘጸግም እዩ። በዚ ድማ፡ ቃልሲ ምርግጋጽ ልኡላውነትን ህንጸት ሃገርን እንተውሓደ ንኽልተ ወለዶታት ኤርትራ ማለት ንወለዶ ገድሊን ወለዶ ናጽነትን ኣብ ብርቱዕ ዕጥቃዊን ፖለቲካዊን ገድሊ ከምኡ'ውን ኣብ ከቢድ ዕዮ ዳግመ-ህንጸት ሃገር ጸሚዱዎም ጸኒሑ ኣሎ። ብርቱዕ ባህጊ፡ ብርቱዕ ሰብ ስለዝፈጥር ከኣ፡ ናጽነት ንምርካብ ጥራይ ዘይኮነ ድሕሪ ናጽነት'ውን ልኡላውነት ሃገር ከይድፈር፡ በሰላታት ኲናት ብምሕዋይ ኣብ ጎደና ልምዓት ንምጽንባር ዝተራእየ ውፉይ ጻዕሪ ኤርትራውያን ብኡ መጠን ኣብ ኲናትን ዳግመ ህንጸትን ዝተሰርሐ ቅያ፡ "ተኣምራት" ኢልካ ጥራይ ዝሕለፍ ዛንታ እዩ።

ከም መቐጸልታ ናይዚ ቅያታት'ዚ፡ ዓመተ 2014፡ ኣብ ምዕራባዊ ዞባ ልምዓትን ከበሳን ኣብ ምህናጽ ስትራተጂያውያን ክበሃሉ ዝኽእሉ ሓጽብታትን ማእከሎት ዲጋታትን፡ ምጽፋሕን ምምድማድን መሬት ሕርሻ፡ ምንጻፍ መስኖኣዊ ትሕተ-ቅርጺ፡ ምርግጋጽ ቀረብ ጸዓትን ምዝርጋሕ መስመራት ኤለትሪክን ሰፊሕ ስርሓት ዝተተግበረላ ዓመት እያ ነይራ። በዚ ድማ፡ ዝጸንሐ ማሕንቖታት ቀስ ብቐስ እናተፈትሐ፡ ሕርሻዊ ንጥፈትና ናብ ዘመናዊ መስኖኣዊ ኣገባብ ንምቕያር ዘኽእል፡ ፍልማዊን መሰረታዊን ስራሕ ብርኡይ ሰጉሙ ኣሎ ክበሃል ይከኣል። እዚ ኣብ ውሽጣዊ ዓቕምና ተሞርኲስና፡ ብጻዕርና ኣንጺፍናዮ ዘለና ባይታ፡ ንሓዋሩ ብመገቢ ርእስና ኣብ ምኽኣል ከይተሓጸርና፡ ንሰደድ ዚቐንዐ፡ በብዓይነቱ ሕርሻዊ ምህርቲ ከነድንፍዕን ሃብቲ እንስሳን ውጽኢቱን ክነስስንን ዘለና ዕቑርን ዝፍን ተኽእሎ ናብ ተጨባጢ ውጽኢት ዝቕይር እዩ። ዓመተ 2015 ድማ፡ እዚ ብኸቢድ ጻዕሪ ዝተሰላሰለ ስራሕ ዝፈጥሮ ሰፊሕ ዕድላት ኣነጺራ እተኣምተልና ከፋቲት በሪ ብሩህ መጻኢ ከምእትኸውን ዘጠራጥር ኣይኮነን።

ኣብ ዝሓለፈ ዓመታት፡ ህዝቢ ኤርትራ ምስናይ ዝገጠሞ ከቢድ ተጻብኦታት፡ ንሒደት ጸጋታት ሃገሩ፡ ብሓያል ድሌትን ተዋፋይነትን ኣራቢሑ ንሱር በተኽ ቁጠባዊ ዕብየት መሰረት ዝኸውን ጥጡሕ ባይታ ኣብ ምንጻፍ ዘሰላሰሎ ስራሕ ቀሊል ኣይኮነን። ነዚ ተጋድሎ'ዚ ኣብ ምስልሳል መሪሕ ተራ ክጻወት ዝጸንሐን ዘሎን ድማ፡ ብቐንዱ መንእሰይ ወለዶ እዩ። መንእሰይ ብሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ኣብ ሰራዊት ይኹን ኣብ ሃገራውያን ኩባንያታት ህንጻን ዝተፈላለዩ መንግስታዊን ምምሕዳራዊን ትካላት ተሰሊፉ፡ ብልዑል ትግሃትን ህርኩትናን ብዘፈጸሞ ዕዮ፡ ኣብ በበይኑ ከባቢታት ሃገር፡ ሕርሻዊ ጸጋታት ብብቑዓት ንምምዝማዝ ዘኽእል መሰረታዊ መንጽፍ ብምውዳድ፡ ነቲ ዕማም ኣብ መድረኽ መቓይሮ ኩብጽሖ ክኢሉ ኣሎ። ኣብ ኩሉ ከባቢታት ሃገር ጽርግያታት፡ ቀረብ ጽሩይ ዝሰተ ማይ፡ ቀረብ ጸዓት፡ ኣገልግሎት መጓዓዝያን መራኸቢታትን ብምዕሩይነት ንምርግጋጽ ኣብ ዝተዓመ ስርሓት እውን፡ መንእሰይ መሪሕ ግደ'ዩ ተጻዊቱ። ሳላ ውሁድ ጻዕሩ ድማ፡ ርሑቕ ዝበሃል ዝነበረ ከባቢታት ሃገር ብናይ ሒደት ሰዓታት ጉዕዞ ከምዝብጻሕ ኮይኑ፡ ኩሉ ከባቢታት ሃገር፡ ምስ ዕዳጋታት ማእከል ሃገርን ወጻኢን ዝራኸቦ ባብ ተራሕዩሉ። እዚ ብግዲኡ ንወፍራ፡ ከምኡ'ውን ንዝተፈላለየ ንግዳዊ፡ ሕርሻዊን ቁጠባዊን ንጥፈታት ምቹእ ባይታ ፈጢሩ ይርከብ።

ድኻነት ነበረ'ያ ነበረ ንምግባር፡ ልዑል ተወፋይነትን መስዋእቲን ኣብ ዝጥለበሉ እዋን፡ ነዚ ሓላፍነት'ዚ ብዝግባእ ተረዲኡን ኣስተማቒሩን፡ ዉፈር ከይተባህለ ዝወፍር፡ መራሒ ግብርን ሓሳብን ኮይኑ ኣብ ድርብራብ ዕማማት ዝዋሳእ፡ ኣበጋሲን ፈጻሚን ልምዓታዊ ዕዮታት ብምዃን መሪሕ ግደ ዝጻወት ውፉይ መንእሰይ ወለዶ ምርካብ እምበኣር፡ ንከም ሕብረተሰብ ኤርትራ ዝኣመሰለ ናይ ምዕባለ ሸዉሃቱ ከርዊ ዝጋደል ሕብረተሰብ ዓቢ ዕድሎት እዩ። ብሓባራዊ መረዳእታ ዝተማእከለ፡ መንፈስ ሃገራዉነት ኣማዕቢሉ ንዕቤትን ድሕነትን ሃገር ዝሃልኽ መንእሰይ ምርካብ፡ እቲ ካብ ኩሉ ናይ ምዕባለ ረቛሒታት በሪኹ ዝቕመጥ ጸጋ እዩ። በዚ መንጽር'ዚ ክረአ እንከሎ፡ መድረኻዊ ሓላፍነቱ ብዝግባእ ተገንዚቡ፡ ንህንጸት ሃገር ዝረባረብ ዘሎ ኤርትራዊ መንእሰይ፡ ርእሰማል እፎይታ እዩ ክበሃል ይከኣል።

ብግብሪ ብዓይንና ኣብ ባይታ ከምእንዕዘቦ ዘለና፡ ኣብ ኤርትራ፡ ወሳኒ ግደ መንእሰያትና ዘይተንጸባረቐሉ ናይ ልምዓት ግንባር የልቦን። መንእሰይ ኤርትራ ካብ መግዛእቲ ዝተወርሰ ማሕበረ-ቁጠባዊ በሰላታት ሃገር ንምሕዋይ፡ ኣብ ወፍሪ ህንጸት ሃገር መሪሕ ብምዃኑ፡ ናይ ልምዓት ጅግና ምዃኑ ብግብሪ ኣመስኪሩን ገና የመስክርን ኣሎ። መንእሰይ ኤርትራ፡ ከሎ ገና፡ ዓሰቢ ኣበርኩቶኡ ካብ ውጽኢት ስርሑ ከምዝረኽቦ ኣሚኑ፡ ቅድሚ ውልቃዊ ረብሓ፡ ሃገራዊ ረብሓን ህዝባዊ ሓላፍነትን ኣቐዲሙ፡ ኣእምሮኣዉን ጉልበታዉን ጸዓቱ ልዕሊ ንቡር መጢጡ፡ ክውፊ ጸኒሑን ገና ይወፈን ኣሎ። ፍረ ናይ ሎሚ ዕዮኡ፡ ጽባሕ ወለዶታት ዝሓሸ መነባብሮ ዝረኽቡላ ሃገር ምፍጣር ምዃኑ ብምግንዛብ፡ ልዑል ሓቦን ኒሕን ተቐኒቱ፡ ዓበይቲ ዕዮታት ብምስልሳል፡ ሃገር ትሰፍዉ መጻኢ ኣብ እተማዕድወሉ ቀረባ ርሕቀት ኣብጺሒዋ ኣሎ።

ኣብዚ ዘለናዮ እዋን፡ መትኒ ዘመናዊ መነባብሮ ቁጠባዊ ሓርነት እዩ። ቀላሲ ቁጠባኻ ንምዃን ዘብቅዓካ ናጽነት ምዉናን ድማ እንትርፎ ብመትከል ርእሰ-ምርኮሳ ብኻልእ ዘይጭበጥ ደርቢ ሓርነት እዩ። ክንዲ ዝኾነ ቀንዲ ዕላማ ገበትቲ ሓይልታት ነዚ ክብሪ'ዚ ካብ ኣእምሮ መንእሰያት ባሕጉግካ ብምልጋስ፡ ጽግዕተኛነት ዝኹስኩሱ ተደለይቲ ዘይኮኑ ኩብርታት ምስራጽ እዩ። እዚ እከይ ሸርሒ'ዚ ኣብ ብዙሕ ከባቢታት ተዓዊቶምሉ እዮም። ታሪኽ ናይቶም ኣብ ብዙሕ ከባቢታት ዓለም ስማዊ ካባ ሓርነት ለቢሶም፡ ኣማእዘንቲ መጻኢኦም ከይኮኑ ዝተረፉን ብናይ ርሕቀት መቆጻጸሪ ዝመሓደሩን ህዝብታት ጉሉሕ

መርኣያ ናይቲ መጻወድያ እዩ። ስለዚ ድማ፣ እዚ ኩነት'ዚ፣ ኣብ ሃገርና ክድገም የብሉን። ከመይሲ ንምሉእ ሓርነት ረዚን ዋጋ ዝኸፈልና ህዝቢ ኢና። በዚ ድማ፣ እቲ ንቑሕ መንእሰይ ኤርትራ፣ ሓቀኛ ናጽነትን ምሉእ ሓርነትን ንምርግጋጽ፣ ኣብቲ መንግስቲ ኤርትራ ዝኽተሎ ሓራ ቁጠባዊን ፖለቲካዊን መስመር ረጊጹ ይዓዩ ኣሎ። ማሕበራዊ፣ ባህላዊ፣ ፖለቲካዊን ቁጠባዊን ሓርነትና፣ ከይተደፍረ ዝቕጽል ዘሎ ከኣ፣ ሳላ'ቲ ያታ ቀዳሞት ኣያታቱ ኣጽኒዑ ዝሓዘ መንእሰይ'ዩ።

ህዝቢ ኤርትራ፣ ነዊሕን መሪርን ቃልሲ ኣካይዱ፣ ብዙሕ መስዋእቲ ኸፊሉ ድሕሪ ምዕዋቱ፣ ብማዕረ'ቲ ንናጽነት ዝኸፈሎ ክቡር ዋጋ፣ ሓቀኛ ናጽነት ዘስተማቕረላ፣ ንባህጉን ትጽቢቱን እተንጸባርቕ ክብርቲን ስልጥንቲን ሃገር ክትህልዎ'ዩ ብሂጉ። ናይ እዋን ገድሊ ኤርትራውያን መንእሰያት፣ እዚ ባህጊ'ዚ ኣብ ኣእምሮኦም ቀሪጾም፣ ኩሉ ካብኦም ዝጥለብ፣ እንተላይ ናይ ህይወት መስዋእትነት እናወፈዩ ተቓሊሶም። ናይ ድሕሪ ናጽነት መንእሰያት ድማ፣ ነዚ ባህሊ'ዚ ብምርዓም፣ ኣብቲ ረዚን መስዋእቲ ዝተኸፍሎ ራእይ ብምስማር፣ ንሓያሎ ዓመታት፣ ብሓደ ወገን ልኡላውነት ሃገር ካብ ወረርቲ እናተኸላኸሉ፣ በቲ ካልእ ወገን ዝተፈላለየ ፖለቲካውን ቁጠባውን ሸርሒታት እናመከቱ፣ ባህጎም እንትርፎ ብስራሕ፣ ብዝኾነ ካልእ መገዲ ክጭበጥ ከምዘይክእል ብምእማን፣ መንግስቲ ኤርትራ፣ ቁጠባዊ ሓርነት ንምርግጋጽ ኣብ ዝሓንጸጾ ናይ ርእሰ ምርኮሳ መደባት ልምዓት፣ ብልዑል ድሌትን እምነትን ተወፍዮም ይጽዕቱ ኣለዉ።

ነፍሲ ወከፍ ወለዶ ነናቱ ታሪኽ ኣለዎ። ኣያታትናን ኣቦታትናን ናይ ንእስነት ዕድመኦም ንሃገራዊ ናጽነት ወፍዮም፣ ናጻን ዘሐብን ታሪኽ ዘለዋን ሃገር ኣረኪቦምና እዮም። ራእዮም ራእይና፣ ባህጎም ባህግና ስለዝኾነ ከኣ፣ ንሕና ናይዚ መድረኽ'ዚ መንእሰያት፣ ኣብ ኣሰሮም ረጊጽና፣ ራእዮም ኣብ ምዕራፉ ንምብጻሕ ብዝገበርናዮ ዘይሕለል ጻዕሪ፣ ድልዱል ልምዓታዊ ባይታ ብምንጻፍ፣ ንውሑስን ቅልጡፍን ቁጠባዊ ዕብየት መገዲ ጸሪግና ኣሎና። እዚ ልምዓታዊ ቅያታት'ዚ፣ ብቐንዱ ነባሪ ሓወልቲ ታሪኽና እዩ።

ከም ውጽኢት ናይዚ ጻዕሪ'ዚ፣ ሎሚ ኤርትራ ናብ ቅልጡፍ ቁጠባዊ ዕብየት ኣብ ዘሰጋግር መድረኽ ክትበጽሕ በቒዓ ኣላ። እዚ ድማ፣ ብቐንዱ ጻማ ህርኩትና ህዝቢን መንግስቲን ብሓፈሻ፣ ጻማ ናይቶም ንዓመታት ብተወፋይነት ንልምዓት ሃገር ዘገልገሉ ንቑሓትን ጻዕራማትን መንእሰያት ናይዚ መድረኽ'ዚ እዩ። እቲ ጉዕዞ ግን ልሙጽ ኣይነበረን። ብዙሕ ሓጎጽጎጽን ዓቐሊ ዝጽንቅቕ ሃዋህውን ከምዝነበሮ ኩልና እንፈልጦ እዩ። ኣብዚ ጽንኩር ጉዕዞ ድማ ጸኒዑ ደው ዝበለን ክጸንዕ ዘይክኣለን ነይሩ'ዩ።

ብመንጽር ንቕሓተ-ሕልና፣ ኣብ ዝኾነ ሕብረተሰብ ክልተ ዓይነት ዜጋታት ይርከቡ። እዚ ፍልልያት'ዚ፣ ኣብ መንእሰይ ክፋል ሕብረተሰብ ዝያዳ ጎሊሑ ይርአ። ብርኽ ዝበለ ንቕሓትን ሰፊሕ ኣጠማምታን ዘለዎም መንእሰያት፣ ወትሩ ብምዕባለ ህዝቢን ሃገርን ስለዝሓስቡ፣ ካብ ውልቃዊ ዕላማን ጥቕሚን ንላዕሊ ሓባራዊ ዕላማ የገድሶም፣ ወይ ይምስጦም። እቶም ብመንጽር ንቕሓት ኣብ ካልኣይ ደረጃ ዝስርዑ ድማ፣ ዝያዳ ኣብ ውልቃዊ ህይወቶምን ስርሖምን የድህቡ። እቲ ዝያዳ ካልኦት ሃገራዊ ዝበሃል መንእሰይ እምበኣር፣ እቲ ብንቕሓት፣ ልቦናን ትብዓትን ኣብ ዝበረኸ ጽፍሒ ሓኹሩ፣ ብፍልጠቱን



ጉልበቱን ምዕባለ ሕብረተሰብ ኣብ ምድራኽ ዓቢ ግደ ወይ መሪሕ ተራ ዝጻወት መንእሰይ እዩ። ከምዚ ዓይነት መንእሰይ፡ ካብ ውልቃዊ ህይወቱ ንላዕሊ፡ ሓባራዊ ባህጊን ዕላማን ስለዘገድሶ፡ ኣብ ዝኸበረን ዝበለጸን ዕማም ተጸሚዱ፡ ብዘይ ብቒ ጉልበቱን ኣእምሮኡን ጥራይ ዘይኮነ፡ ህይወት ኣብ ዝጥለበሉ እውን፡ እታ ዘይትትካእ ህይወቱ ዘወፊ ብሉጽ ዜጋ እዩ። መሰረት ህላወ፡ ቀጻልነትን ምዕባለን ሕብረተሰብ፡ ናይ ከምዚኦም ዝኣመሰሉ ሓባራዊ ዕብየትን ስልጣነን ዘገድሶም እልፊ ኣእላፍ ሃገራውያን መንእሰያት ዕዮ እዩ።

ክሳብ ሕጂ ዝሓለፍናዮ መድረኽ እምበኣር፡ መንእሰይ መስዋእቲ እናኸፈለ ንልምዓት ሃገር ክረባረበሉ ዝጸንሐ ናይ ቃልሲን ተወፋይነትን መድረኽ እዩ። ማል ክትእከብ፡ ሃብቲ ክትድልብ እንተኼንካ፡ ጣዕሚን ምቾትን ከይደለኻ፡ ተጸሚምካ፡ ኩብድኻ ከይመላእካ ክትሰርሕ ስለዘለካ፡ ዝርካቡ ጸጋታት ሃገር፡ ኣብ ምስራሕ ጽርግያታት፡ ኣብ ምድንፋዕ ኣፍራይነት፡ ምውዳድ ትሕተ ቅርጺን ኣገልግሎታትን ካልእ ልምዓታዊ መደባትን እዩ ክውዕል ጸኒሑን ዘሎን። ምኽንያቱ ብኸምዚ ዓይነት መስዋእቲ ጥራይ ኢኻ ኣብ መወዳእታ ዝኣክል ሃብቲ ደሊብካ ከም ህዝቢን ሃገርን ኣብ ዝሓሸን ዝበለጸን ባይታ ክትነብር ትኽእል። መስዋእቲ ከይከፈልካ ዝርከብ ረብሓ ወይ ዝልወጥ መንብሮ ስለዘየለ። ስለዚ እቲ ሃገራዊ መንእሰይ ዝኸፍሎ ዘሎ መስዋእቲ ምእንቲ ምዕባለ ሃገር እዩ። ሃገራዊ መንእሰይ፡ ነዚ ግዴታ'ዚ ዘልዕል ዘሎ፡ ሓላፍነት ህዝቢን ሃገርን ዝስከም ንቕሓተ ሕልና ስለዘለዎ እዩ።

የግዳስ፡ ንስለ ሃገርን ህዝብን ብዙሕ ጽዒርካ፡ ደኺምካ፡ ናይ ግዜን ዕድላትን መስዋእቲ ከፊልካ፡ ብዘይ ገለ ጻማ ንዓመታት ጉልበትካን ኣእምሮኻን ወፊኻ.....ኣብ መወዳእታ እንታይ'ዩ ሞሳኻ? ንምዕባለ ሃገርን ህዝብን ብኹለንተናኡ ዝተወፈየ መንእሰይ፡ ኣብ መወዳእታ እንታይ'ዩ ዝረብሕ? ርግጽ'ዩ ካብ ባህግኻ ምፍጻምን ዕላማኻ ምውቃዕን ዝዓቢ ረብሓ የለን። ካብኡ ንላዕሊ ዕግበትን ባህታን ክፈጥር ዝኽእል ነገራዊ ረብሓ እውን የለን። እንተኾነ ግን ረብሓ ውፉያት፡ ምዕባለ ሕብረተሰቦም ዝፈጥረሎም ባህታን ዕግበትን ጥራይ ድዩ? ጻማኦም ወትሩ ዝዝከር ታሪኽ ምስራሕ ጥራይ ድዩ? ኣብ መወዳእታ'ኸ ፍረ ጻዕሪን ተወፋይነትን ሃገራውያን ኣብ ዝሕፈሰሉ፡ ሃገር ንዝተፈወየን ካብ ጻዕሪ ህንጸት ሃገር ንዘግለለን ብማዕረ ድያ ትብጽሖም? ወይስ ሓለፋ ዘበርከተ ኣብ ምሕፋስ ምህርቲ እውን ሓለፋ ኣለዎ? እዚ ከሎ ገና ንጹር መልሲ ክርከበሉ ዝግባእ ሕቶ'ዩ።

ንከምዚ ዝዓይነቱ ከቢድ ናይ ቃልሲ እዋን ብንቕሓት ብትብዓትን ጽንዓትን ሰጊሩ፡ ልምዓትን ብልጽግናን ሕብረተሰብ ዘረጋገጸ ሃገራዊ መንእሰይ፡ ኣብ መወዳእታ፡ ብሓባር ጥራይ ዘይኮነ ብውልቂ እውን ሓለፋ ሞሳ ክህልዎ ግዴታ እዩ። ሓለፋ ዘበርከተ ሓለፋ ሞሳ ኣለዎ ምባል፡ መግለጺ ለውሃት፡ ወይ መርኣያ ልግሲ ወይ ጽቡቕ ድሌት ናይ መንግስቲን ሕብረተሰብን ኣይኮነን። ናይ መሰል ጉዳይ እዩ። ብሞንታዊ ዓይኒ እውን፡ ኣብ ሓደ ሃገር ዝነብሩ ዜጋታት፡ እቶም ዝሰርሑን ዘይሰርሑን ማዕረ መሰል ክህልዎም ኣይክእልን እዩ። ኣብ ፈታኒ እዋናት፡ ሃገርን ህዝብን ከይውጻዕ ኣነ ክውጻዕ ኢሉ፡ ኩሉ ዕድላቱ ሰዊኡ ንሃገር ሓለፋ ዝሰርሐ ዜጋ፡ ንጽድቂ ኪቖጸረልካ እዩ ክበሃል ኣይከኣልን። ማዕረ'ቲ ዝሰርሖ መሰሉ ክረክብ ግዴታ እዩ። መንግስቲን ሕብረተሰብን ደንጊጾም ዝሁብዎ መሰል ኣይኮነን። እቲ ዝሕፈስ ምህርቲ ብቐንዱ ጻማ ተወፋይነቱ ስለዝኾነ፡ ቀዳማይ ተረባሒ ክኸውን ዝግባእ ንሱ እዩ።

ኩልና ከምእንግንዘቦ፡ ምስቲ ንሰግሮ ዘለና ከቢድ ፈተነ ተኣሳሲሩ ብዙሓት መንእሰያት፡ ንነዊሕ ዓመታት ኣብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ተጸሚዶም እዮም ኣሕሊፎሞ። ንሃገር ዝሃብዎ ኣገልግሎት መጠኑ ክትልክዖ እውን ዘጸግም፡ እምብዛ ብዙሕ እዩ። ብሓጺሩ ህይወቶምን ኩሉ ዕድላቶምን ንሃገር ወፍዮም እዮም። ስለዚ ሃገር ምህርቱ ክሓፍስ ካብ ዝጀምረሉ እዋን ኣትሒዙ፡ ሞሳኦም እናዓበየ ዝኸደሉ ስርዓት ክወጻሉ ግዴታ እዩ። መሰል ናይቲ ሓለፋ ዘበርከተ ብሕጊ ፍሉጥ ክኸውንን ንዕኡ ዝምልከት ንጹር ስትራተጂን ፖሊሲን ክንጸርን ናይ ግድን እዩ።

"መንግስቲ ንኸንደይ ኣማኢት ኣሽሓት መንእሰያት ኢሉ እዚ መሰልን ረብሓን'ዚ ከረጋግጸሎም ይኽእል?" ዝብል ሕቶን ጥርጣረን ክለዓል ይኽእል ይኸውን። ኣብዚ ሕጂ ዘሎ መድረኽ ኳንካ ክትርእዮ ምናልባት እቲ ዓቕሚ ድሩት ስለዝመስል፡ ትግባረኡ ዘይክኣል ይመስል ይኸውን። ነዊሕ ኣብ ዘይኮነ ግዜ ግን፡ ኣዝዩ ልዑል ሃገራዊ ዓቕሚ ክጥረ እዩ። ምኽንያቱ ኣብዚ ሃገር'ዚ ዘሎ ጸጋታት ቀሊል ኣይኮነን። ነዚ ህዝቢ'ዚ ኣኺሉ ዝተርፍ ኣመና ብዙሕ ሃብቲ እዩ ዘሎ። እቲ ዝያዳ ዘበርከተ ጥራይ ዘይኮነ፡ መላእ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ኣጸደ ራህዋ ዜዒመሉ እዋን ርሑቕ ኣይኮነን። ድሕሪ ሓጺር ግዜ፡ ኩሉ ዜጋ ዓይነት ህይወቱ ኣብ ዝበለጸ ደረጃ ክሰጋገር እዩ። የግዳስ፡ ኣብ ዝኾነ ደረጃ ምዕባለን ብልጽግናን ኣብ ኣነባብራ ሕብረተሰብ መስርዕ ከምዘሎ ክፍለጥ ዘለዎ እዩ። እቲ ቅድሚት ዝሰራዕን ዝያዳ ረብሓን መሰልን ዝህልዎን ድማ፡ ኩሉ ሳዕ እቲ ዝያዳ ዘበርከተ እዩ።

## ሓዳስ ዓመት

ኣሽንኳይ በላይ ሆዮና ሆየ
መቓልሕ ዕልልታና
ልብና ካብ ዘመረ
ደሃይኪ ሃቢ ሓዳስ ዓመት
ልሳንኪ ራእዩ ዘዜመ
የሃና ሓዳስ መርዓትና
ተሓጺንሉ ልብታትና
ደምበኺ ክዓስሎ ሽሻይና
ትርግታና ስምዒ ክትከኒ ባህግና
ኣውሎ ክንብለልኪ ማሰ
ሰላምኪ ክውሕዝ ናዝረየ
መብጽዓና ክፍልም ሕድሪ ዘንበረ
ስምኪ ይቀደስ ራእዩና ዝሰነደ
ሓዳስ ዓመት
ላም ኩንልና ጸባ ክንስቲ
መዓር ፈልፍሊ ክንብርብር ቁፎኺ
ጻማና ክንሓፍስ ንሸኺ ዓውዲ
ጾሓይ ብራቕ ካዕቦ ሰውዲ
ማህደርኪ ገናጺልኪ እዋንኪ ባርኺ
ስጉምና ክሰፍና እልልታኺ
ምሳኺ ክንደምቕ ምሳና ዕሰሊ
ሓርኮት ክንፍልም ንቕሎና መርቒ!

ሚኪኤል ሃብቱ (ኣርትን ዴኮርን)
ካብ ዓዲ ጓዕዳድ

# ተንታነ

## ‘ቲ ቅኑዕ መገዲ ክብረት

መንእሰይ፡ ግዜ ብዘምጽኦ ተርእዮታትን ሓሳባዊ ንፋሳትን ኣዝዩ ዝጽሎ ክፋል ሕብረተሰብ’ዩ። ኣብ 60ታትን 70ታትን፡ መንእሰያት ዓለምና፡ ኣውራ መንእሰያት ናይ’ቶም ኣብ ትሑት ደረጃ ምዕባለ ዝነበሩ ህዝብታት፡ ብሰነ-ሓሳብ ዴስነት ኣመና ዝተጸልውሉ መድረኽ’ዩ ነይሩ። በዚ ድማ፡ ብዙሓት መንእሰያት፡ ንውልቃውነት ከም ትሑት ንቕሓት ጠሚቶም፡ ረብሓ ሓፋሽን ሃገራዊን ዕላማታትን ብምቕዳም፡ ምዝመዛ ርእሰማላዊ ዓለም ኣብ ልዕሊ ካልኦት ኩብቅዕ፡ ሓርነታዊ ቃልሲ ኣጉሃሂሮም፡ ዝኣምንሉ ስነሓሳብ ንምዕዋት፡ ሓያል ቃልሲ ዘካይድሉ ዝነበሩ እዋን’ዩ ነይሩ። ኣብቲ ግዜ’ቲ፡ “ማዕርነት፡ ሓርነት፡ ብጻይነት!” ዘይብል መንእሰይ፡ መንእሰይ ይበሃል ኣይነበረን። እቲ ንፋስ ከምኡ’ዩ ነይሩ።

እዚ፡ ፍትሒን ሓርነትን ዘብህግ ጥዑይ ንፋስ ግን፡ ምስ ፍሽለት ደምበ ማሕበርነት ተኣሳሲሩ ክቕጽል ኣይከኣለን። ሓደ ቁጥባዊ ሓድሽ ዓለማዊ ስርዓት ከኣ፡ ነቲ ተፈጢሩ ዝነበረ ሓያል መንፈስ መንእሰያት ዘዳኽም ካልእ ግናይ ንፋስ ሒዙ መጺኡ። ኣብ ኣእምሮ መንእሰያት ውልቃውነት ከም መንፍዓት፡ ንረብሓ ህዝቢን ሃገርን ምውፋይ ከም ዕሽነት ገይሩ ዝርኢ ስንኩል ሓሳብ ኬሰርጽ ብዙሕ ጽዒሩ። እዚ ግናይ ንፋስ’ዚ፡ ከም ስነ-ሓሳብ ዴስነት ንኹሎም መንእሰያት ዝጸለወ’ዩ እኳ እንተዘይተባህለ፡ ኣእምሮ ሓያሎ መንእሰያት ግን ኣናዊጹ እዩ። በዚ ስነ-ኣእምሮኣዊ ነውጺ’ዚ ተደሪኾም ድማ፡ ዝዓበይሉ መሬት፡ ስድራቤቶምን ህዝቦምን ራሕሪሖም፡ ኣብ መወዳእታ ግዳይ ፍልሰት፡ ዘይሕጋዊ ምስግጋር ሰባት፡ ስደትን ጊላነትን ኮይኖም፡ ኣብ ኤውሮጳን ኣመሪካን ካልኦት ሃገራትን ተጸበይቲ ትኳቦ (ዌልፌር) ዝኾኑ፡ ኣብ ኣዝዩ ሕሱር ስራሕ ዝተዋፈሩ መንእሰያት ውሑዳት ኣይኮኑን።

ካብ 2000 ዓ.ም. ንድሓር ኣብዚ ዝሓለፈ 15 ዓመታት፡ ኣስታት 10 ሚልዮን ኣፍሪቃውያን መብዛሕትኦም ሰብ ምሉእ ጉልበት መንእሰያት፡ ካብ ሃገራት ማእከላይ፡ ደቡብ፡ ምዕራብን ምብራቕን ኣፍሪቃ፡ ናብ’ቲ “ምድረ-ገነት” ኢሎም ዝሓልምዎ፡ ምድረ-ኤውሮጳን ኣመሪካን ንምስጋር፡ ዘይተኣደነ ገንዘብ ንኣሰጋገርቲ እናኸፈሉ፡ ናብ ዝተፈላለየ ማእዝን ከምዝሳገሙ ዝተፈላለዩ ጸብጻባት የመልክቱ። ልዕሊ 50,000 ዝኾኑ ካልኦት ድማ ሲናይ ቀሪጾም ናብ እስራኤል ከምዝኣተው ይፍለጥ። ኣብ 2014፡ ማእከላይ ባሕሪ ሰንጢቖም፡ ናብ ሃገር ኢጣልያ ጥራይ ኣስታት 170,000 መንእሰያት ከምዝኣተዉ ኣብ’ዚ ቀረባ ግዜ ዝወጸ ጸብጻብ ይገልጽ። ላዕለዋይ ኮምሽን ስደተኛታት ውድብ ሕቡራት ሃገራት ኣብ ናይ 2014 ጸብጻቡ ከምዝገለጾ፡ ኣብ መላእ ዓለም 17 ሚልዮን መረበቶም ዝለቐቑ መንእሰያት ብስደት ኣብ ዝተፈላለያ ሃገራት ወረቐት ንምርካብ ቀንፈዘው ይብሉ ኣለዉ።

እዚ ግናይ ንፋስ’ዚ፡ ገና ብምልኣት ዘይተገልጸን ዘይተነግረሉን ኣዝዩ ብዙሕን እምብዛ ዘሕዝንን ናይ ህልቂት ታሪኽ ዘስዓበ እዩ። እዚ ሓደገኛ ንፋስ’ዚ፡ ኣብ ልዕሊ ደቂ-ኣዳም፡ ብዝያዳ ድማ፡ ኣብ ልዕሊ መንእሰያት ዘውርዶ ዘሎ መከራ፡ ጭንቅን መቕዘፍትን ጸዊኻ ኣይውዳእን። እዚ ኩነት’ዚ፡ ኣብ ልዕሊ ዜጋታት ኣፍሪቃ ብፍላይ ዘውርዶ ዘሎ ሃሰያ ብቐሊል ዝግመት ኣይኮነን። “ዘይሕጋውያን ስደተኛታት ዝጸዓነት ጃልባ ጥሒላ፤ ክንዲ’ዚ ዝኣኽሉ መንእሰያት፡ ኣብ ኣጻምእ ምድረ-በዳ ሞይቶም ተረኺቦም፤ ክንዲ’ዚ ዝኣኽሉ ብኣሰጋገርቲ ጀሆ ተታሒዞም...” ዝብል ዜናታት ዳርጋ ዕለታዊ ዝስማዕ እዩ። ጸብጻባት ከምዘመልክትዎ፡ ካብ’ቶም ብዘይሕጋዊ መገዲ፡ ብኣሰጋገርቲ ንኤውሮጳ ክኣትዉ ዝህቅኑ መንእሰያት ኣስታት 40% ብዝተፈላለየ ሓደጋታት ህይወቶም ይስእኑ።

እዚ ጠገለ ዘይብሉ ዋሕዚ ስደተኛታት፡ ንሃገራት ኣፍሪቃ ጥራይ ዘይኮነ፡ ነተን ሕሱር ጉልበት ስደተኛታት ምምዝማዝ ዝመቀረንን ክሳብ ዝኣኽለን ዝተበለጻሉን ሃገራት ኤውሮጳ’ውን እንተኾነ ልዕሊ ዓቕን ኮይኑወን፡ እምብዛ ኣጨኒቑወን ይርከብ። ምስ ማእከላይ ባሕሪ ዝዳወባ ሃገራት ኤውሮጳ፡ መእተዊ ቪዛ ብምኽልካል ኮነ፡ ኣብ ገማግም ባሕሪን ዶባትን ብብዝሒ ሓለዋ ኣዋፊረን ጽኑዕ ምቁጽጻር ብምግባር እውን እቲ ዋሕዚ ክዓግትኦ ኣይከኣላን። ፓርላማ ኤውሮጳ በዚ ጉዳይ’ዚ ብዙሕ ግዜ ተኣኪቡስ መፍትሒኡ ጨኒቕዎ ይርከብ። ኣብ ዝሓለፈ ሕዳር፡ ጉዳይ ፍልሰትን ንግዲ ዘይሕጋዊ ምስግጋር ሰባትን ዝግትኣሉ መገዲ ንምንዳይ፡ ሚኒስተራት ሃገራት ኣፍሪቃን ኤውሮጳዊ ሕብረትን ዝሳተፍዎ ዋዕላ፡ ኣብ ርእሰ ከተማ ኢጣልያ፡ ሮማ ከምዝተኻየደ ዝዝከር እዩ።

ፍልሰት ኣህዛብ (Migration) ይኹን ንግዲ ዘይሕጋዊ ምስግጋር ሰባት (Human traffiking) ሕብረ-ብዙሕ ደራኺ ጠንቅታት ዘለዎ እዩ። ቀዳማይን መሰረታዊን ጠንቂ ፍልሰት፡ ድኽነት ምዃኑ ዘካትዕ ኣይኮነን። ታሪኻዊ ድሕረ-ባይታ ድኽነትን ድሕረትን ከኣ፡ ቅድምን ድሕርን መግዛእቲ ኣብ ዓለምና ሰፊኑ ዝጸንሐ መዝማዚን ገባቲን ቁጠባዊ ፖሊሲታት እምበር፡ ድኻምን ስንፍናን ናይቶም ግዳይ ኮይኖም ዝርከቡ ኣህዛብ ኣይኮነን። ጠንቂ ፍልሰት፡ ብቐንዱ እዚ ዝተጠቕሰ ረቛሒ ይኹን’ምበር፡ ነዚ ኩነት’ዚ ብምምዝማዝ ኣብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ዝተዘርግሐ

መርበባት ንግዲ ዘይሕጋዊ ምስግጋር ሰባት (Human trafficking) እውን ተወሳኺ መጋደዲ ረቋሒ ኮይኑ ይርከብ። ኣብ ርእሲ'ዚ፡ ንፖለቲካዊ ዕላማታት ተባሂሉ፡ ንከም ኤርትራ ዘኣመሰላ፡ ብጽቡቕ ኣብነት ንኻልኦት ኣርኣያ ኮይኖና ከም ስግኣት ዝጥመታ ኣዝየን ውሱናት ሃገራት ዒላማ ብምግባር፡ ብገለ ሃገራትን ተሓባበርቲ ትካላትን ዝፍጸም ኣእምሮን ጉልበትን ናይ ምምጻይን ምምካንን ሸርሒታት እውን ናቱ ኣበርክቶ ኣለዎ። ዝያዳ ኹሉ ግን፡ ባህላዊን ስነ-ኣእምሮኣዊን ዘመተ ኣብ መንእሰያት ዝፈጥሮ፡ ዘይቅኑዕ ርድኢትን ዘይክውንነታዊ ባህግን ሕልሚን እዩ፡ እቲ ቀንዲ ጸገም። ህድማ ካብ ሓቂን ክውንነትን እንተተባህለ እውን ምግናን ዘይኮነ ንሓቂ ምምስካር ጥራይ እዩ።

ሓደ ኣቐድም ኣቢሉ፡ ናብ ኤውሮጳ ዝሰገረ ኣፍሪቃዊ መንእሰይ፡ ሰብኣዊ ክብረቱ ሸይጡ፡ ኣብ ኣዝዩ ሕሱር ስራሕ ተዋፊሩ ዝረኸበን ሒደት ዶላራት ሒዙ፡ ገለ ጨርቀ-መርቂን ኤለክትሮኒካዊ ህያባትን ተማሊኡ፡ ብኤውሮጳዊ ቅዲ ኣለባብሳ ዓዱ ንምርኣይ ክመጽእ እንከሎ፡ ምስቲ መንእሰያት ኣፍሪቃ ኣብ ፊልምታት ሆሊዉድ ዝዕዘብዎ ምርኢት ተዛሚዱ ዝፈጥሮ ቅንኢን ስነ-ኣእምሮኣዊ ነውጺን ቀሊል ኣይኮነን። በዚ ድማ ንሰደት ኬድካ ቀልጢፍካ ገንዘብ ሓፊስካ፡ ንደቂ ዓድኻ ናይ ምቕናእ ዕሽላዊ ህርፋን፡ ስሰዐን ዘይክውንነታዊ ሕልሚን ኣብ መንእሰያት ጥራይ ዘይኮነ እንተላይ ኣብ ስድራቤቶም ከምዝፈጠረ ዝከሓድ ኣይኮነን። ህሩፍ ድማ ከመዛዝን ዝኽእል ኣእምሮ የብሉን።

ርግጽ'ዩ፡ ኣብ ኣፍሪቃ ይኹን ኣብ ዝተፈላለየ ገና ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት፡ ድኽነት ዝጠንቁ ብዙሕ ጸገማት ኣሎ። ታሪኽ ዓለምና ምስ እነንብብ ግና፡ በዚ መገዲ'ዚ ዘይሓለፈ ሕብረተሰብ ወይ ሃገር የለን። እዚ ሕጂ ንብዙሓት መንእሰያት ሃገራት ኣፍሪቃ፡ ብቐደሙ ምድረ-ገነት ኮይኑ ዝተፈጥረ ዝመስሎም ኤውሮጳን ኣመሪካን፡ ካብዚ ንኣፍሪቃ ዘሸግራ ዘሎ ጸገማት ኣዝዩ ዝኸበደ፡ ማለት ከቢድ ኩናት፡ ዘስካሕክሕ ጥሜትን ሸግርን ዘሕለፈ፡ ማእለያ ዘይብሉ ናይ ሕሰም ዛንታታት ዝሰተረ እዩ። እቲ ጸገም ግና ብህድማ ካብ ሓቂን ክውንነትን ኣይተፈትንሐን። ብቓልሲን ስራሕን ምብልሓትን እምበር. . .። ንመላእ ኤውሮጳ ናብ ዓይኒ ዓራት ቀይሩዋ ዝርከብ፡ ጽርግያታትን ናይ ባቡር መስመራትን ገለርያታትን፡ እዞም ናይ ሕጂ ወለዶ፡ "ኣቦታትና 5 ቅርሺ ንሰሙን እናተኸፍሉ እዮም ሃኒጾምልና" እናበሉ ብሓበን ከዕልሉን ንትብዓት፡ ጽንዓትን ሓያልነትን ናይቶም ቀዳሞት ኣቦታቶም ከድንቑን እዮም ዝሰምዑ። ብርግጽ ድማ፡ እቶም ብበልሒ ኣእምሮኦም፡ ኢንዱስትሪያዊ ሰውራ ዝፈጠሩ፡ ብምህዞኦም መንብሮ ህዝቢ ኤውሮጳ ብመሰረቱ ዘለወጡ፡ ብደረጃ ዓለም እውን ብዙሕ ስነ-ፍልጠታዊን ማሕበራዊን ምርምራት ኣካይዶም ዓቢ ኣበርክቶ ዝገበሩ ሊቃውንቲ ኤውሮጳውያን፡ ዳርጋ ኩሎም ነዛ ዓለም ብድኽነት ከምዝሓለፍዋ እዩ ታሪኽ ህይወቶም ዝነግረና። ንሳቶም ከይጥዓሞም ሓሊፎም። በቲ ዝኸፈልዎ ዋጋ ግና፡ መጻእቲ ወለዶታት መቒእዎም ዝነበርሉ፡ ከምዚ እንዕዘቦ ዘለና ደቂ ወጻኢ ከይተረፈ ብባርነት ክነብርሉ ዝብህግዎ ምዕቡል ስፍራ ኣጣጢሖም።

ኤውሮጳን ኣመሪካን ካልኦት ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ምዕባለ ዝርከባ ሃገራትን ምስቲ ጂኦግራፊያዊ ኣቀማምጣኦን ዝፈጥሮ ዘይምቹእ ክሊማ፡ ኣብዚ ዘለውኦ ደረጃ ክበጽሓ፡ ህዝበን ዝሰገሮ ሕሰም፡ ዘፍሰሶ ርሃጽን ዝኸፈሎ መስዋእትነትን ብሓቂ ቀሊል ኣይነበረን። ምስ ሃገራት ኤውሮጳን ካልኦትን ብምንጽጻር፡ ኣፍሪቃ ባህርይ ኣብዚሑ ጸጋታት ዝዓደላ፡ ብተፈጥሮኣ ንወዲሰብ ዝሰማማዕ ክሊማ እትውንን፡ ብቐሩብ ስራሕን ምጽማምን ቀልጢፋ ክትልወጥ እትኽእል ኣህጉር እያ። ኣፍሪቃውያን ዓዶም፡ ማዕረ ኤውሮጳን ካልኦትን ኩብጽሕዋ፡ ክንዲ'ቲ ህዝብታት ኤውሮጳን ኣመሪካን ዝሰገርዎ ሕሰም ምስጋር ከምዘየድልዮም እውን ርዱእ እዩ። እቲ ናይ ካልኦት ክፍለ-ዓለማት ምዕባለ ዘለዎ ጽልዋ ዓቢ ብምዃኑ ድማ፡ ንጸር ኣፍሪቃውያን እምብዛ ዘፋኹስ እዩ። እሞ'ኸ ድኣ፡ ኣፍሪቃውያን ነዚ ምስ ታሪኽ ምዕባለ ካልኦት ህዝብታት ክነጻጽር እንከሎ፡ እምብዛ ከቢድ ክኸውን ዘይክእል ግዝያዊ ጸገም ንምስጋር ትብዓት ስኢኖም፡ ናብ ዓዲ ጓኖት ከምርሑ፡ ብዓይኒ ካልኦት ኣይንዕቐምን'ዶ?

እቲ ካብ ኩሉ ዘሕዝን፡ ራእይ ኣፍሪቃውያን መንእሰያት ዘጸልምት ዘሎ ጉዳይ፡ ናይቶም ኣፍሪቃ ዝፍረየቶም ምሁራት ስንኩል ኣተሓሳስባ እዩ። ቀዳሞት ምሁራት ኤውሮጳውያን ክሳብ ክንደይ ዋጋ ከፊሎም ሕብረተሰቦም ከምዝለውጡ ርኢና ኢና። ኣብ ኣፍሪቃ ዝርከቡ ምሁራት ግዳ፡ ንእሽቶ ዋጋ ከፊሎም ብምርምርን ጻዕርን ብምህዞን ዝሓሸ ሓሳባትን፡ ነቲ ዘምሃሮም ሕብረተሰብ መሪሖምን ኣብነት ኮይኖምን ከማዕብልዎ ኒሕ ዘይብሎም ምዃኖም ንህዝብታት ኣፍሪቃ ዓቢ ዕዳ እዩ። ናይ ዝኾነ ዓይነት ዓውዲ ወይ ሞያ ምሁር ኣፍሪቃዊ፡ ኣብ ውሽጢ ዓዱ እንተሎ፡ ከመይ ገይሩ በታ ሞያኡ፡ ካብ ገዛእ ህዝቡ ቀልጢፉ ገንዘብ መጅሪጡ፡ ወይ ኣብ ኤን.ጂ.ኦ. ተዓሲቡ ሺላ የስርሕን ብልጽቲ መኪና ይዕድግን እምበር፡ ከመይ ገይሩ ነቲ ዘምሃሮ ሕብረተሰብ፡ የማዕብልን ካብ ድኽነትን ድሕረትን የገላግልን ዝሓስብ ኣይኮነን። ነቲ ካባኻ ብዙሕ ዝጽበ ሕብረተሰብ ራሕሪሕካ፡ ኣብ ዩኒቨርሲቲታት ኤውሮጳን ኣመሪካን መምህር ኮይንካ ምዕሳብ፡ ኣብ ኣፍሪቃ ንዘሎ ጸገማት እናጋነንካ ብምቕራብ፡ ተስፋ መንእሰያትን ፈተውቲ ዓዶምን ምጽልማት ከኣ፡ ቀንዲ መለለዪ ኣፍሪቃውያን ምሁራትን ኣብ ስደት ዝርከቡ ፖለቲከኛታት ኢና በሃልቲን ኮይኑ ይርከብ። ምስ ሸግር ገጢምካ ብትብዓትን ብልሓትን ሸግራት ናይ ምፍታሕ ኒሕ ምስተሳእኒ፡ ህድማኻ ንምምኽናይ ዝግበር ዘመተታት ድማ እዩ።

ጠንቂ ናይዚ ኣብ መንእሰያት ኣፍሪቃ ተኸሲቱ ዘሎ፡ ብጎደና ሞት ናብ ስደት ዝድርኽ፡ ኣብ መወዳእታ ድማ፡ ናብ ባርነትን ሰብኣዊ ሕስረትን ዘምርሕ፡ ዘይክውንነታዊ ሕልሚን ጠገለ ኣልቦ ስስዐን ህርፋነ-ንዋይን ዝፈጥሮ ስነ-ኣእምሮኣዊ ነውጺ እምበኣር፡ ብኽብደት መነባብሮን ስእነትን ዝምኽነ ኣይኮነን። ርግጽ እዩ ከቢድ ባህርያዊን ሰብ ኣምጽኦን ሸግራት፡ ከም ደርቂ፡ ጥሜት፡ ኩናት ወዘተ. ተኸሲቱ፡ ዝቑርጠም ጥረ

ኣብ ዝሰኣነሉ ወይ ህይወት ንኸቢድ ሓደጋ ኣብ እትቃልዓሉ እዋን፣ ሰባት ካብ ምጽናት ንምድሓን፣ ርስቶም ለቒቖም ናብ ስደት ከምርሑ፣ ኣብ ታሪኽ ዓለምና ካብ ጥንቲ ኣትሒዙ ዝነበረ ተርእዮ እዩ። እንተኾነ እቲ ኣብዚ እዋን'ዚ ዘሎ ናይ መንእሰያት ኣፍሪቃ ስደት፣ ምስቲ ናይ ቀደም ስደት ፍጹም ዝመሳሰል ኣይኮነን። ብዕምቈት ንዝተመልከቶ እውን ጠንቂ ናይዚ እዋን'ዚ ስደት፣ ሕሱም ድኽነት ወይ ስእነት ወይ ንህይወት ኣብ ሓደጋ ዘውድእ ከቢድ ስግኣት ከምዘይኮነ ርኡይ እዩ። ሓቒ'ዩ ኣብ ገለ ከባቢታት ኣህጉር ኣፍሪቃ፣ ሓሓሊፉ ስእነትን ጥሜትን ኩናትን ግጭታትን ከጓንፍ ጸኒሑ እዩ። ኣብ ከምዚ ዓይነት ኩነታት ህዝቢ ናብ ስደት ከምርሕ ይኽእል ይኸውን። እንተኾነ ምስቲ ዓለምና በጺሓቶ ዘላ ደረጃ ምዕባለ፣ ከምዚ ዝዓይነቱ ጸገም ንዘጓንፎ ህዝቢ እውን ሰናይ ተበግሶን ድሌትን ማሕበረሰብ ዓለም እንተሎ፣ ዓዱን ርስቱን ከይለቐቐ ኣብ ቦታኡ ኬድካ ምርድኡ ጸገም ዘለዎ ኣይኮነን።

እንተ ሽግር መነባብሮ ግን፣ መሬትካን ርስትኻን ከይለቐቕካ፣ ምስ እተፍቅሮም ኣሕዋትካ፣ ስድራቤትካ፣ መተዓብይትኻን ህዝብኻን፣ ብኽብረት እናነበርካ፣ ብስራሕን ጻዕርን እምበር ብስደት ክፍታሕ ኣይተራእየን። ብኡ ኣቢልካ ክትጠፍእ እንተዘይኮይኑ፣ መፍትሒ ኣይኮነን። ኣዒንቲ ዘዕውር ባህላዊን ስነኣእምሮኣዊን ዘመተ ዓብሊሉ ድኣ እምበር፣ ክንደይ ካብቶም እተሰዱ ኮን እዮም ሓሊፉሎም፣ ሃብቲሞም ዓዶም ዝምለሱ? ሒደት ብኣጻብዕ ዝቝጸሩ እንተተመልሱ እኳ፣ እቶም ዝበዝሑስ ዝምለስሉ ዕድል የብሎምን። ንገዛእ ርእሶም ህይወቶም ንባርነት ኣሕሊፎም ሂቦም ከይኣክል፣ ኣብኡ ተወሊዶም ንዕኦም ዝትክኡ ካልኦት ገላዩ ኣፍርዮም እታ ሓጻር ህይወቶም ብዘይ ክብረት ከሕልፍዋ እዮም ዝርኣዩ። እቶም ዕድል ዝገበሩ ሬሳኦም ንዓዲ ክምለስ እንተዘይኮይኑ፣ ዓዲ ስደት ከይዱ ሃብቲሙ ሓሊፉሉ ዝተመልሰ ብዙሕ ኣይኮነን። ካን ኣኺልዎም ብዝኸድዎ እዮም ዝጠፍኡ። እቶም ዝበዝሑ።

ብሓያሎ መንእሰያት ኣፍሪቃ ከም መንፍዓት ዝውሰድ ዘሎ፣ ርስትኻ ናይ ምልቃቕ ተርእዮ እምበኣር፣ መግለጺ ስንፍና፣ ህድማ ካብ ሓቂን ክውንነትን እምበር መግለጺ ንጥፈት ወይ ብርትዐ ኣይኮነን። መንፍዓትሲ፣ ብርሃጽካን ጻዕርኻን መሬትካን ርስትኻን ኣጸቢቕካን ኣልሚዕካን፣ ንኹሉ ሽግራት በዲህካ፣ ደቅኻን ደቂ-ደቅኻን ኣብ ዓዶም ብኽብረትን ጣዕምን ዝነብርሉ ስራሕ ምስራሕ፣ ምእንቲ ለውጢን ምዕባለን ዝሕተት ዋጋን መስዋእቲን ምኽፋል እዩ። ሰብ ንስራሕ ስለዝተፈጥረ። ኩሉ ሰብ ባህርይ ክልወጥ ዘኽእሎ ዓቕሚ ስለእተዋህቦ፣ ብእኡ ስለዝዓግብ። ብእኡ ስለዝሕበን። ንሱ ጥራይ ዘይኮነ ግን ፍታሕ ዘረጋግጽ ካልእ መገዲ እውን ስለዘየልቦ። እቲ ቅኑዕ መገዲ ክብረት ንሱ ጥራይ ስለዝኾነ!

"ኣብ ዘይዓዱ ዝኸደ እንተለጎምዎ ፈረስ እንተጽዓንዎ ኣድጊ" ዝብል ምስላ ሓንታት፣ ንሓቀኛ ህይወት ኣብ ዓዲ ጓና ዝሰፈረ ሰብን ንኣጠማምታ ኤርትራውያን ኣብ ልዕሊ ስደትን ዝጉልሕ እዩ። በዚ ድማ፣ እቲ ቀደም ግዜ ኤርትራውያን ዘይጽወርን ዘይስገርን ሽግር ክገጥሞም እንከሎ እንተዘይኮይኑ፣ ዓዶምን ርስቶምን ራሕሪሖም ናብ ስደት ምጥማት ይሓስብዎ ኣይነበሩን። ኣብ ዓድታት ኤርትራ፣ ንእዋን ጥሜት ይኹን ካልእ ሕሱም እዋን፣ ርስቱ ከይለቐቐ ብሓያል ተጻዋርነትን ተበላሓትነትን ዝሰግሮ ሰብ፣ እቲ ኣዝዩ ዝኸበረ ሰብ እዩ። ብኣንጻሩ ንስደት ዘምርሕ ከም ሰነፍን ድኹምን ሰብ እዩ ዝጥመት ነይሩ። "ምስ ህዝብኻ ጸበባ ዳርጋ ጸባ" ዝብል ምስላ ኣብ መንጎ ህዝብኻን ወገንካን ምንባር ዘለዎ ጣዕሚ ዝጉልሕ ካልእ ፍሉጥ ምስላ ኤርትራውያን እዩ። ነዚ ኣተሓሳስባ'ዚ፣ ዘንጸባርቕ ብዙሕ ኣብነታት ክቐርብ ይኽእል እዩ። ኣብ እዋን ሓርነታዊ ቃልሲ፣ ንትምህርቲ ናብ ኤውሮጳን ካልኦት ክፍለዓለማትን ክኸዱ ዕድል ዝረኸቡ መንእሰያት ኤርትራ፣ ገሊኦም ትምህርቶም ዛዚሞም፣ ገሊኦም ድማ ትምህርቶም ኣብ መንጎ ኣቋሪጾም፣ ኩሉ ውልቃዊ መደባቶምን ባህግታቶምን ወንዚፎም፣ ንትምህርቲ ኢሎም ዝኸድዎ ዓዲ-ጓና ጠንጢኖም፣ ናብቲ ጽንኩር ገድላዊ ህይወት ንምጽንባር ናብ ሜዳ ይውሕዙ ምንባሮም ምስ እንርኢ፣ ነቲ ኣብ ኤርትራውያን ዘሎ ሓያል ፍቕሪ ህዝቢን መሬትን ባህጊ ሰብኣዊ ክብረትን ሓርነትን እዩ ዘጉልሕ። ብርግጽ ድማ፣ ሰብኣዊ ክብረት በዘይካ ኣብ መሬትካ ምስ ህዝብኻ ኣብ ካልእ ቦታ ዘይርከብ ጸጋ እዩ።

እዚ ማለት ግና፣ ኣብ እዋን ቃልሲ፣ ካብዚ ዘሐብን ባህልን ልምድን ዝወጸ ስንፍናን ዕርበተ-ሕልናን ኣይነበረን ማለት ኣይኮነን። እቶም ኣርሒቖም ዝሓስቡ በላሕትን ተባዓትን መንእሰያት ካብ በይንኻ ጽጋብን እፎይታን ኣብ ትሕቲ ሕስረት፣ ምስ ህዝብኻ ጸበባ ኣብ ትሕቲ ክብረት መሪጾም፣ ካብቲ ብመጠኑ ቁራስ እንጌራን ውልቃዊ ሰላምን ክረኽብሉ ዝኽእሉ ርሑቕ ሃገር፣ ናብቲ መሪር ገድላዊ ህይወት ክውሕዙ እንከለው፣ ገለ ብዘይካ ጣዕሚ ውልቃዊ ህይወቶም ካልእ ዘይርኣዮም፣ ኣርሒቖም ክሓስቡ ዘይክእሉ ወይ ክንዮ ግዝያዊ ጸገማት ካብ ዘይምጥማት ዓቕሊ ዝጽበቡ፣ ነቲ ቃልሲ ራሕሪሖም፣ ሰብኣዊ ክብረት ደርብዮም ናብ ስደት የምርሑ ነይሮም እዮም። ከምቲ ቀደም ዝነበረ ተርእዮታት፣ ኣብዚ ግዜ'ዚ እውን፣ ኣብ ገለ መንእሰያት ናይ ስንፋን ባህርያት ምኽሳቱ ኣይተረፈን። ኩሉ ሰብ ሓደ ዓይነት ትብዓትን ተጻዋርነትን ክህልዎ ትጽቢት ስለዘይግበር ግዳ፣ ከም ተርእዮ ዘገርምን ዘሰክፍን ኣይኮነን። ሃገራዊ ባህርያት በቶም ዝበዝሑ ስለዝምእዘን።

ህዝቢ ኤርትራ ሳላ'ቲ ኣብ ዝበዝሑን ዝበለጹን ዜጋታቱ ዝሰረተ ዘኹርዕ ናይ ጽንዓትን ተጻዋርነትን ባህሊ እዩ ብኣንጸባራቒ ታሪኽ ሓርነታዊ ቃልሱ ኣዕዊቱ። ኣብ'ዚ ሕጂ እዋን ከኣ፣ ናጽነቱ ብልምዓት ደሪዑ፣ ንሰብ ዝበቅዕ ህይወት ክፈጥር ኣብ ካልኣይ ተጋድሎ ማለት ኣብ ልምዓታዊ ገድሊ ተጸሚዱ ይርከብ። እቲ ኣብ ርስትኻ ጸኒዕካ፣ ምስ ህዝብኻ፣ ንጽንኩር እዋን ብትብዓት፣ ምትሕልላይን ተበላሓትነትን ሰጊርካ፣ ኣብ ዓወት ናይ ምብጻሕ ዘኹርዕ ባህሊ ኤርትራውያን፣ ሕጂ እውን ኣብዚ ካልኣይ ገድሊ፣ ገድሊ ልምዓት፣ ብዝበዝሑ መንእሰያት ተወሪሱ ይቕጽል ምህላው ድማ ኣዝዩ ዘሐብን እዩ።

# ደሃይ ማሕበር

# ሃማመተኤ ገምጋም ስራሕ ብምክያድ ሓድሽ ውጥን ስራሕ ኣጽዲቑ

ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ ካብ 26-27 ጥሪ “መንእሰይ ይንቃሕ፣ ይወደብ ይተዓጠቕ” ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ ኣብ እምባትካላ ኣዳራሽ ማእከል ትካላዊ ብቕዓት ኤርትራ ዓመታዊ ገምጋም ስራሕ ኣካይዱን ናይ ዝቕጽል ዓመት ውጥን ስራሕ ሓንጺጹን።

ኣብ'ቲ ኣስታት 300 ዝኾኑ ሓለፍቲ፣ ካድራትን ወከልቲ መንእሰያትን ዝተሳተፍዎ ኣኼባ፣ እቲ ማሕበር ፖለቲካዊ ንቕሓትን ተሳታፍነትን መንእሰያት ንምሕያልን ብቑዓት ሓላፍነታውያን ካድራት ንምምልማልን ዝተኻየደ ስርሓት፣ ሃገራዊ ክብርታት ንምዕቃብን ምምዕባልን ዝተሳለጡ ንጥፈታት፣ ኣብ ኣብያተ ትምህርቲን ኮለጃትን ኣብ ምስልጣንን ምክትታልን ሕመረታት፣ ካድራትን ኣካይድቲ ኣካልን ዝተዓመ መደባት፣ ናይ ኮበሰምርኮሳ ተወዳዳርነት መንፈስ ንምዕባይን ሞያዊ ብቕዓቶም ንምሕያልን እተኻየዱ ስልጠናታት፣ ዝምድናታት ንምሕያል ኣብ ዞባውን ኣህጉራውን መዳይ ዝተሰላሰሉ ስርሓት ብደቂቕ ተግምጊሙ።

እቲ ብሓለፍቲ ዞባታትን ክፍልታትን ዝተገብረ ገምጋማዊ ጸብጻብ፣ ማሕበር ኣብ ዝሓለፈ ዓመት ከካይዶም ንዘወጠኖም ስርሓት፣ ዝተተግበሩን ዘይተተግበሩን ብምንጽጻር፣ ነዮም ብኸፊል ዘይተዓወተሎም ንጥፈታት ብምልላይ ንዘተራእዩ ድኻሞታት ዓቢስካ ንቕጻሊ ብኣድማዕነት ንምዕያይ ብዝሕግዝ ኣገባብ ቀሪቡ።

ሃማመተኤ ናይ 2014 ስራሕ ብዕምቈት ድሕሪ ምግምጋም ዝበረ ብልጫታትን ድኻሞታትን ኣለልዩ፣ ኣብዚ ዓመት'ዚ፣ ዓይነታውያን መንእሰያት ንምህናጽን ብቑዓት ሓላፍነታውያን ካድራት ንምምልማልን ብዕቱብ ክሰርሕ፣ ተሳትፎ መንእሰያት ኣብ ቁጠባዊ ልምዓትን ሃገራዊ ኣገልግሎትን ካልእ ሃገራዊ ጉዳያትን ዘሐይል ንጥፈታት ክካየድ፣ ምስልጣን ሕመረታት ካድራትን ኣካየድቲ ኣካልን ብዝሓየለ ክድፈኣሉ፣ ክሉባት መራሕን ሚኒመድያን ኣብ ኩለን ጨናፍር 2ይ ደረጃ ኣብያተ-ትምህርቲ ክቖሙ፣ ምሕያል ዓቕሚ ኣባላት ክሰርሓሉ ዝብሉን ካልኦትን መደባት ሓዚ ተበጊሱ ከም ዘሎ ኣብ'ቲ ኣኼባ ተገሊጹ።

ሓላፊ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ሃማመተኤ ብጺይ ዑቕባይ በርሀ፣ ኣብ ዝተሓንጸጸ ሓድሽ መደብ ስራሕ፣ ክፍልታት ማእከላይ ቤት ጽሕፈትን ዞባታትን ማሕበር ብዝሓየለን ኣድማዕን ወሀደት ተዓቃኒ ስራሕ ንምዕማም ዘኽእል ኣገባብ ስራሕ ዝሓዘ ኣሳታፊ ወረቐት ኣቕሪቡ።

ሓላፊ ፖለቲካዊ ጉዳያት ህዝባዊ ግንባር ንደሞክራሲን ፍትሕን ብጺይ የማን ገብረኣብ ንተሳተፍቲ ኣኼባ ኣብ ዝተኻየደ ሰሚናር፣ ኤርትራ ናጻ ሉኣላዊት፣ ብልጽግቲ፣ ክብረት ዜጋታታ እተውሕስ፣ ኣብ ዞባኣን ዓለምን ዕዙዝ ተራ ዘለዋ፣ ድሌት ዜጋታታ እተማልእን ክትኮውን ክካየድ ኣብ ዝጸንሐን ዘሎን ቃልሲ፣ መንእሰያት መሪሕ ተራ ክጻወቱ ኣዘኻኺሩ።

ዝሓለፈ 15 ዓመታት ወረር ዝመጽኣና፣ ተጻብኦ ዝበዝሓና፣ ቁጠባና ዝተናኸመሉ፣ ኣብ ገለ መንእሰያትና



ኣብ መኣዝናዊ ሕቶታት ዝተራእየሉ ጽንኩር ግዜ ምንባሩ ዝገለጸ ብጺይ የማን፣ ኣብ'ዚ 2015 ግና ሽሕ'ኳ መለእና ሰጊርናዮ ኢና እንተዘይተባህለ፣ ናብ ራህዋ ገጽና ክንጥምት ኣብ እንኽእለሉ ሓድሽ መድረኽ በጺሕና ከም ዘሎና ኣረዲኡ።

ብጺይ የማን ገብረኣብ ኣብ መወዳእታ፣ ሃማመተኤ ሒዚዎ ዘሎ መደባት ስራሕ ብደረጃ ሃገር ዓቢ ቁላሕታን ጠመተን ዝግበረሉ ምዃኑ ጠቒሱ፣ ኣብ ዝካየድ ዘሎ ማስርሕ ቁጠባዊ ልምዓት ኣፍራይነት ዝዕበየሉ፣ ኣብ ምምልማል ካድራት ድማ ዓይነታዊ ዝኾኑ ሜላታት ከተኣታቱ ብምልባው፣ ሃማመተኤ ሒዚዎ ዘሎ መደብ ስራሕ ሰፊሕ ብምዃኑ ንዚያዳ ኣድማዕነት ምስ መሻርኽቲ ተወሃሂዱ ክሰርሕ ኣዘኻኺሩ። ካብ ተሳተፍቲ ንዝቐረበሉ ሕቶታት'ውን መሊሱ።

ኣብ መዛዘሚ ኣኼባ ኣቦመንበር ሃማመተኤ ብጺይ ሳልሕ ኣሕመዲን ኣብ ዝተኻየደ ገምጋማዊ ጸብጻብ ስራሕን ሓድሽ ውጥንን ዝበረ ተሳታፍነት ብምንኣድ፣ ናይ'ዚ ዓመት ኣውራ ኣተኩሮ ስራሕ ነጥቢ ብነጥቢ ኣብሪሁ። ብጺይ ሳልሕ ኣብ መወዳእታ፣ ሕቶ መንእሰይ ዝዓበየ ሕቶ ሃገር ምዃኑ ጠቒሱ፣ ማሕበር መንእሰይ ንምንቃሕ፣ ምውዳብን ምዕጣቕን ሒዚዎ ኣብ ዘሎ ሰፊሕ መደባት፣ ኩሎም መሻርኽቲ ማሕበራት፣ ግንባር፣ ኣካላት መንግስቲን ሕብረተሰብን ምትሕብባርም ክዘይዱ ተላቢዩ።



# ዞባዊ ርክብ ፌደረሽን ደሞክራስያውያን መንእሰያት ዓለም - ኮሚሽን ኣፍሪቃ ኣብ ኣስመራ ተቓኒዑ

ለይላ ኻልድ





ርክብ ፌደረሽን ደሞክራሲያውያን መንእሲያት ዓለም (WFDY) ኮሚሽን ኣፍሪቃ ካብ 21 ክሳብ 23 ጥሪ ኣብ ሆቴል ኣስመራ ፓላስ ብዓወት ተቓኒዑ። እቲ ‘መንእሲያት ኣፍሪቃ ንሰላም፡ ዘላቒ ምዕባለን ቃልሲ ኣንጻር ሃጸይነትን ይሓብሩ!’ ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ ዝተኣንገደ ርክብ ፌደረሽን ደሞክራሲያውያን መንእሲያት ዓለም ኣብ ኤርትራ ክካየድ ንመጀመርታ እዋን እዩ። ፌደረሽን ደሞክራሲያውያን መንእሲያት ዓለም፡ ድሕሪ ካልኣይ ኲናት ዓለም ካልእ ሓደጋ ኲናት ንኸይክሰት ዝቖመ ኣህጉራዊ ተቓላሲ ውድብ እዩ። ካብ 1945 ኣትሒዙ ንሰላም፡ ሓርነት፡ ልኡላውነት፡ ደሞክራሲ፡ ማሕበራዊ ገስጋስን ዝሰርሕ ዘሎ፡ ከምኡ’ውን ኣብ ቃልሲ ኣንጻር ሃጸይነትን ኣብ ምፍጣር ዓለማዊ ምሕዝነትን ወሳኒ ተራ ካብ ዘለዎም ኣህጉራውያን ውድባት እዩ።

ኣብቲ ዞባዊ ርክብ፡ ኤርትራ ትርከበን ሸሞንተ ሃገራት ማለት ናሚብያ፡ ሱዳን፡ ሞዛብቢክ፡ ሊብያ፡ ደቡብ ኣፍሪቃ፡ ደቡብ ሱዳንን ግብጽን ዝውክሉ 25 ወከልቲ መንእሲያት ተሳቲፎም። እቲ ርክብ ሚኒስተራት፡ ሓለፍቲ ግንባር፡ ዲፕሎማሰኛታት፡ ኣባላት ሃገራዊ ማሕበር መንእሲያትን ተመሃሮን ኤርትራ፡ ብጾት ኣባላት እቲ ፌደረሽን፡ ዕዱማት ኣጋይሽ፡ ከምኡ’ውን ኣስታት 200 ዝበጽሑ ወከልቲ መንእሲያት ኣብ ዝተረኽብሉ ኣጋጣሚ ብ21 ጥሪ ኣብ ሰዓታት ቅድሚ ቀትሪ ኣብ ኣዳራሽ ኣስመራ ፓላስ ብኽብ ዝበለ መዓርግ ተኸፊቱ።

ኣብ’ቲ ናይ መኽፈቲ ስነ-ስርዓት ኣቦ-መንበር ሃማመተኤ ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ናይ እንቋዕ ደሓን መጻእኩም ቃል ኣስሚዑ። ኣብ ቃሉ ፌደረሽን ደሞክራሲያውያን መንእሲያት ዓለም ኣብ ዝሓለፈ 70 ዓመታት ኣንጻር ፋሽሽታውን ሃጸያውን ዕብለላን ግበታን ብልዑል ተራ ክቃለስ ብምጽንሑ፡ ብተመሳሳሊ ሃማመተኤ ኣብ መስርሕ ናይ’ቲ ህዝቢ ኤርትራ ብሃጸያውያን ዝተመንዘዐ መሰሉ ኣብ ምምላስ ዘካየዶ ቃልሲ ዝተወልደ ምንቅስቓስ ብምዃኑ፡ ምስ ፌደረሽን ደሞክራሲያውያን መንእሲያት ዓለም ብርክት ዝበሉ ናይ ሓባር ክብርታትን መትከላትን ከምዝዘውንን ኣብሪሁ። ኣፍሪቃ ምስ ውሁብ ጺጋታታ፡ ሎሚ ናይ ዝኸፍኣ ሰብኣዊ ትራጀዲ መድረኽ ክትከውን ዝገበራ ምኽንያት፡ ብኣፍልጦ ወይ ብሸለልትነት፡ ውህሉል ክብርታትናን ልምድታትናን ኣብ ምፍታሕ ውሽጣውን ግዳማውን ሽግራትና ክንጥቀመሉ ብዘይምኽኣልና እዩ ክብል ገሊጹ። ኣብ መወዳእታ ድማ ብጻይ ሳልሕ ብስም ሃማመተኤ፡ መንእሰይ ኣፍሪቃ ንሓባራዊ ረብሓን ዘላቒ ምዕባለን ሰረት ዘንጽፍ ባይታ ሓባራዊ ርድኢት ኣብ ምፍጣር ልዑል ሓላፍነት ክስከም ብምዝኽኻር ንውሽጣዊ ኣፍሪቃዊ ጽባቐ ከድንቕን መጻኢ ወለዶታት ኣብ ግምት ዘእተውን




ኣገዳሲ ውሳነ ክወስድን ተማሕጺኑ።

ምክትል ፕረዚደንት ፈደረሽን ደሞክራሲያውያን መንእሰያት ዓለም ብጻይ ዳልፊኖ ሆስተር ብወገኑ እቲ ዞባዊ ርክብ፡ ኣብ'ታ ንሃጸያዊ ዕብለላ ንበይና ጸኒዓ ዝተቓለሰትን ዝሰዓረትን ኤርትራ ይካየድ ብምህላዉ ሓበን ከም ዝሰምዖ ጠቒሱ፡ ምስ መንእሰያት ኤርትራ ዘለዎም ርክብ ዘደንፍዕሉን ውህደቶም ዘረጋግጽሉን ኣጋጣሚ ከምዝኾነ ኣነጺሩ። እቲ ብጻይ ብተወሳኺ መርገጺታት እቲ ፈደረሽን ኣብ ልዕሊ እገዳ ኤርትራ ቅኑዕን እወታውን ምዃኑን፡ ንምልዓሉ ብቐጻሊ ክጽውዕ ምጽንሑን ጻውዒቱ ቀጻሊ ምዃኑን ብቓሉ ኣረጋጊጹ። ብድሕር'ዚ ኣምባሳደር ሪፓብሊክ ደቡብ ኣፍሪቃ ኣብ ኤርትራ ፕሮፌሰር ኢቕባል ዛኸብሃይ ምሕዝነታዊ ሰላምታን መልእኽቲ ደገፍን ክንፈ መንእሰያት ኣፍሪቃዊ ሃገራዊ ባይቶ (AN-CYL) ኣብጺሑ።

ቀጺሉ ናይ መኽፈቲ ቃሉ ዘሰምዐ ሓላፊ ፖለቲካዊ ጉዳያት ህግደፍ ብጻይ የማነ ገብረኣብ እዩ። ኣብ ጉዳያት ሰላም፡ ገሲጋስ ምዕባለ ይኹን ኣብ ቃልሲ ኣንጻር ሃጸይነት፡ ተራ መንእሰይ ወሳኒ ምዃኑ ዝገለጸ ብጻይ የማነ፡ እዋናዊ ኣበርክቶ መንእሰያት ዋሕስ ነባሪ ዕቤት ምዃኑ ኣስሚርሉ። ኤርትራ ኣብ ታሪኻ ብዓብላሊ ተራ መንእሰያት ኣብ ቃልሲ ዝተወልደት ሃገር ብምዃና፡ እቲ ኣጋጣሚ ኤርትራውያን መንእሰያት ንዘለዎም ምቕሉል ተመኩሮ ዘካፍልሉን ተሳተፍቲ ድማ ትዕዝብቶምን ተመኩሮ ሓድሕድ ዝለዋወጥሉን መድረኽ ክኸውን እምንቶኡ ገሊጹ።

ኣብ ዝቐጸለ ሰዓታት ንመንእሰያትን ቃልሲ ኣንጻር ሓድሽ መልክዕ መግዛእትን፡ ብፍሉይ ድማ ተሞኩሮ ኤርትራ ኣብ'ዚ ጉዳይን ዝምልከት ሰፊሕ ሰሚናር ብብጻይ የማነ ገብረኣብ ቀሪቡ። ኣብቲ ሰሚናር ንህዝባዊ ግንባር ዘሰጎምዎ መሰረታውያን ዓንድታት ከምኡ'ውን ኤርትራ ኣብ ህንጸት ሃገር እትኽተሎም መርሓታትን ትሓልፎም ዘላ ብድሆታትን ብዝርዝር በሪሆም። ኣብ ውሽጢ እዚ፡ እቶም ሰለስተ ዓንድታት መደባት ሃገራዊ ልምዓት መሪሕነት፡ ቁጠባን፡ ቅኑዕ ስነ-ሓሳባዊ መስመርን ምዃኖም ዘነጸረ ብጻይ የማነ፡ ኤርትራ ዋላ'ኳ ገና ቁጠባዊ ሓርነታ እንተ ዘየረጋገጸት ካብ ቃልሲ ብዘዋህለለቶ ተሞኩሮ ብቕኑዕ መስመር ንቐጻሊ ኣብ ዘርብሕዋ ዓውድታት ኣውፊራ ትሰርሕ ምህላዋን ንእትበጽሖ ጭቡጥ ራኢ ምህላዋን ገሊጹ። ንዘጋጥሙ ማሕለኻታት እናኣለኻ ንረብሓ ህዝብን ሃገርን ዝውፈ ዜጋ ዝወነነት፡ ምዕሩይ ዝርግሐ ጸጋታትን ዕድላትን ዝተረጋገጸላ ንምግባራ፡ ንቑሕን ዝተወደበን ዓቕሚ ሰብ ምፍራይ ልዑል ትኹረት ተዋሂብዎ ይስረሓሉ ከም ዘሎ ሓቢሩ። ብጻይ የማነ፡ መግዛእቲ ኣካል ታሪኽ ኣፍሪቃ ምዃኑ፡ ዜጋታት ሃገራት ኣፍሪቃ ብሓፈሻ፡ ግዳይ ድሕረ-መግዛእታዊ ምትእትታው ዝኾኑ ዜጋታት ከኣ ብፍላይ፡ ኣበርክትኦም ኣብ ምፍታሕ ሽግር ኣህጉሮም ዘዕዝዙሉ መንገዲ ንምፍጣር፡ ኣብ ኣፍሪቃ ዝርከባ ምንቅስቓሳት መንእሰያት ብዕቱብ ጠሚተን ክሰርሓሉ ከምዝግባእ ኣስሚሩሉ። ብተወሳኺ ኤርትራ ንዞባዊ ምትሕብባርን ሽርክነትን ቅርብቲ ምዃናን ኣብ ምፍጣር ዞባዊ ሰላም ትገብሮ ጻዕርታት ድማ መርኢያ ናይ'ዚ ምዃኑ ጠቒሱ። ኣብ መወዳእታ ድማ ንዝቐረቡሉ ሕቶታትን ርእይቶታን ተሳተፍቲ ብኽፉት ዘትይሎም። ኣብ'ቲ ናይ መኽፈቲ ስነ-ስርዓት ብጉጅለ ባህሊ ማእገር ዝቐረበ ባህላዊ ምርኢት ነቲ ኣጋጣሚ ድምቀት ዝውሰኸ ነይሩ።

ብድሕር'ዚ ወከልቲ ኣባላት ንሓደ ምሉእ መዓልቲ ዝቐጸለ ዕጹው ውሽጣዊ ርክብ ኣካይዶም። እቲ ፈደረሽን ኣብ ርክቡ ንፖለቲካውን ውድባውን ስርሓቱ ገምጊሙን ከሊሱን። ብተወሳኺ ኣብ'ቲ ብምኽንያት መበል 70 ዓመት ምምስራት እቲ ውድብ፡ ኣብ ወርሒ ግንቦት 2015 ብደረጃ ኣህጉር ኣብ ናሚብያ ዝእንገድ ፌስቲቫል መንእሰያት፡ ንመንእሰያት ኣፍሪቃ ዝውክል ተሳትፎ ንምውሓስ ዝሕግዙ ኣጀንዳታት ዘትዩን ኣብ ዝቐረበ ንድፊ ኣፍሪቃዊ ፖለቲካዊ ጉዳያት ውሳነኡ ኣጽዲቑን።

ኣብ 23 ጥሪ ኣብ ዝተኻየደ ብርክት ዝበሉ ላዕለዎት ሰበ-ስልጣን፡ ዕዱማት ኣጋይሽን





ወከልቲ መንእሰያትን ዝተረኽቡሉ ናይ መዕጸዊ ስነ-ስርዓት፣ መንእሰያት ኣፍሪቃ ንሰላም፣ ምዕባለን ቃልሲ ኣንጻር ሃጸይነትን ይሓብሩ! ንዝብል ቴማ ዝምልከት ሰሚናር ብዳይረክተር ማእከል ህንጸት ሰላም ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ፣ ፕሮፌሰር ተይሲር ዓሊ ቀሪቡ። ፕሮፌሰር ተይሲር ንኣገዳስነት ውህደትን ሕብረትን ሃገራት ኣፍሪቃ ኣብ ጉዳይ ሰላምን ትዕዝብትታቱ ኣብ ጠንቅታት ዘይምርግጋእን ኣህጉርናን ኣተኩሩ ገሊጹ። ኣብ ምምዕባል ሰላም ሃገራዊ መርሓን ኩሉ መዳያዊ ፍታሕን ወሳኒ ምዃኑ ዝገለጸ ፕሮፌሰር፣ ንተመኩሮታት ኤርትራ ከም ኣብነት ብምውሳድ ኣብሪሁ።

ብድሕር'ዚ ተራ ዕደና ኣብ ህንጸት ሃገር ዘርእስቱ ሰሚናር ብዳይረክተር ጀነራል ክፍሊ ዕደና ሚኒስትሪ ጸዓትን ማዕድንን ብጻይ ኣለም ክብረኣብ ቀሪቡ። ብጻይ ኣለም ንማዕድናዊ ጸጋታት ኤርትራ፣ ኣበጋግሳን ገስጋስን፣ ዕደና ኣብዚ ግዜ እዚ በጺሕዎ ዘሎ ደረጃን ድሕሪ ምብርሁ፣ ንኣተሓሕዛ መስርሕ ዕደናን ዕዙዝነት ተርኡ ኣብ ኩሉ መዳያዊ ህንጸት ሃገርን ብዝርዝራዊ መንገዲ ኣቕሪቡ። ብተሳተፍቲ ንዝቐረቡ ብርክት ዘበሉ ሕቶታትን ርእይቶታትን ድማ መልሲ ተዋሂቡሎም።

እቲ ዕዉት ዞባዊ ርክብ ብ23 ጥሪ ኣጋምሸት ብወግዒ ድሕሪ ምዝዛሙ፣ ንተሳተፍትን ዕዱማት ኣጋይሽን ብባህላዊ ምርኢት ጉጅለ ባህሊ ስብራት ዝተሰነየ ናይ መፋነዊ እንግዶት ተገይሩሎም። ኣብ ዝቐጸሉ መዓልታት ድማ ተሳተፍቲ ኣብ ከባቢ ኣስመራን ነፋሲትን ቱሪዝማዊ ሃብቲ ዘላሊ ዑደት ኣካይዶም። ንጸጋታትን ባህልን ህዝቢ ኤርትራ ድማ ብኸፊል ክላለዩ በቒዖም። ድሕር'ቲ ዕዉት ዞባዊ ርክብን ተመክሮ ናይ ምልውዋጥ ኣጋጣምን፣ ተሳተፍቲ ብጹት ብቓላቶም ኣብ ዝሃብዎ ምስክርነት፣ ካብ ኤርትራ ዘይርሳዕ ተመክሮ ደሊቦም፣ እቲ ሓቀኛ ምስሊ ኤርትራ ሒዞም ምስ ማሕበርን መንእሰያትን ኤርትራ ድማ ዝደልደለ ምሕዝነታዊ ምትእስሳርን ገስጋሳዊ ውህደትን ፈጢሮም ከምዝኸዱ ገሊጾም። ኣብ ጻንሖቶም ብመንእሰያት ኤርትራ ንዝተገብረሎም ምቕሉል ኣቀባብላን እንግዶትን ድማ ኣመስጊኖም።



# “ሱብከ ይቕዳሕ ደዩ?”

ሃብቶም እዮብ

ቀዳም 17 ጥሪ ኣብ ሰዓታት ቅድሚ ቀትሪ ኣብ ከተማ ባረንቱ ካብ ናብ ምንቅስቓስ ንኣሸቱ መኻይን ተውዛሒዚሑ ናይ መንእሰያት ምስ ረኣኻ ገለ ሓድሽ ነገር ከምዝሎ ብቐሊሉ ዘረድእ ሃዋህው እዩ ነይሩ። እዚ ኹሉ ፍሽኽታ ናይ’ታ ከተማ ብዘይ ምኽንያት ከም ዘይኮነ ከመይ ገይርካ ትስሕቶ?



ኮሳ ድማ ወሁድ ቑነ መንእሰያት ዞባ ጋሽ ባርካ ኤርትራን ዞባ ከሰላ ሱዳንን ኣብ ሰዓታት ድሕሪ ቐትሪ መጋረጃኡ ቀንጠጠ። እቲ ቑነ ብመንእሰያት ዞባ ጋሽ ባርካ ብዘተዳለወ ምርኢት ኤግዚቢሽን ሓለፍቲ መንግስቲ፡ ግንባርን ማሕበራትን ወከልቲ መንእሰያት ክልቲኡ ዞባታትን ኣብ ዝተረኽብሉ ኣብ ቀጽሪ ቤት ጽሕፈት ሃግመተኤ ዞባ ጋሽ ባርካ'ዩ ፈሊሙ።

ብድሕሪ እዚ ኣወሃሃድቲ ናይ’ቲ ቑነ ወግዓዊ ምጅማር እቲ ጸንብል ኣበሰሮም። ምስእ ናይ ሳዕልን ናይ ታሕትን ቀይሕ ዝሕብሩ ክዳን ዝወደዩ ቈልዑ ቀያሕቲ ዕምባባ ሃገራዊ መዝሙር ኤርትራ ዘማሪዮም። ብድሕሪ ቀያሕቲ ዕምባባ ስሩጥባባዊ ምርኢት ሰዓቡ። ሃይለ ናቲ ኣጠንጋልኡ ሐዘ ምስ ተቐልቀለ ጣቕዒትን ፋጻን ተቐበልዎ። ኣጠንጋልኡ ምንቃው ጀሚሩ፡ ሰበት ከኣ ናብ መድረኽ ዓሰሎም። ኣብቲ ህሞት መን ወዲ ጋሽ ባርካ መን ወዲ ከሰላ ብሕብሪ ገጽ ብኣሰዓስዓ ሓደ ካብቲ ሓደ ክትፈልዮ ኣይትኽእልን። ሱዳናውያን ኣሕዋት ንኣጠንጋላ ኣጋይሽ ዘይምኗናም በቲ ምስ ህርመታ ዝኸይድ ድንቂ ኣሰዓስዕኦም ይርድኣካ። ወናም ካብ ወዲ ደቂ ጋሽ ደሰንፍ ኣይነበረን። ሃይለ ናቲ ከም ኣመጻጽኡ ብጣቕዒትን ፋጻን ካብ መድረኽ ተፋንዩ።

ድሕሪ ኣጠንጋላ ደርፊ ብቛንቋ ትግረ ካብ መንእሰያት ዞባ ከሰላ ቀሪቡ። እቶም ኣቐዲሞም ተሃናም ዘወጽኡ ዝመስሉ ዝበሩ ነጋድያን እቲ ቑነ ኹሉ እንደገና ናብ መድረኽ ተመለሶም። ብፍላይ ሰፊም እናኣውዛወዙ ዝስዕሰዑ ዝበሩ መንእሰያት ልቢ ኩልና ሰለቦም። ንኡብሰይ ወዲ ናይ ሳዕስዒት ከም ዘይብላ እያ ዝፈልጣ ነይረ ትማሊ ግን ብዘይልበይ ምስ'ቲ ዝወዛወዝ ዝበረ ሴፍ ተለሃይቲ ተሃዊነው። ኣብ ማእከሎም ኣትየ ከምኦም ክቔጻጸ ደልየ ግና “ትደልይኣ እሞ ይዝንጥዩኽበን” ኮይኑኒስ ኣብ ዘለኹዎ ጥራይ ኮይነ ተሓጎይ ኣውጺኤ።

ብድሕሪ እታ ዕምርቲ ደርፊ ካብ ዞባ ጋሽባርካ ኣቦ መንበር ሃግመተኤን ጸሓፊ ህግደፍ ዞባ ጋሽ ባርካን ዝርከብዎም ሓለፍቲ ንመንእሰያት ዞባ ከሰላ እንቋዕ ደሓን መጻኩም ኢሎም። ወከልቲ መንእሰያት ዞባ ከሰላ እውን ቃል ኣሰሚዖም። ብድሕሪዚ እቲ ስሩጥባባዊ ምርኢት ቀጺሉ።

ብፍላይ ውሉዶ ሱዳናዊ መንእሰይ የኑሰ ክደርፍ ምስ ጀመረ ኩሎም ነጋድያን ኑበሶም ክይተቐጻጸሩ ክለሃዩ ምስ ረኣኻ ክሳብ ጫፍ ጥርዚ ስምዒቶም ከም ዝበጽሑ ይስወጠካ። እቲ ሃዋህው እናረሰነ ከይዱ፡ “መዚቃ ኣድማሳዊ ቋንቋ” ዝብል'ኹምሲ ከምዚ እዩ። ብጺታ ወዲ የብሉ ጓል፡ ብዕድመ ዓቢ ይኹን ንእሹይ፡ ኣብ መድረኽ ኩሉ ብፍሰሁ ገጽ ሓቢሩ ወዲ የውጽእ። መድረኽ ብስዕስዒት እናመልአ ኸይዱ ናብቲ ኮፍ ማበሊ ሰድያታት ገጹ ኹሉ ተመጢጡ። ብድሕሪኡስ ኩላ እታ ቀጽሪ ናይ ሳዕስዒት መድረኽ ኮይና። ኣኣብ ዘለኻዮ ሓፍ ኢልካ ምስዕሳዕ ድማ ኮነ። ዝ ንምዕዛብ ዝዘረፉ መንእሰያት ኣብ መንደቕ ናይ’ቲ ቀጽሪ ተሰቒልካ ምርኣይ ከም ዝሓይሽ ወሰኑም። እንተኾነ ብእኦም ሰለ ዝተኸወሉ ግን ከኣ እቲ ምርኢት ከምልጦም ዘይደለዩ'ውን ነይሮም። እዚኣቶም ከኣ ካብ'ቲ ቀጽሪ ወጺኦ ብጸጋማይ ወገን ናብ ዝበረ ኽቦ ብምድያብ ብቐሊሉ ክርእዩም ዝኽእል ቦታ ረኺቦ። ገለ ገለ ሕሉፋት ከኣ ኣብ ኣግራብ ጠልጠል ኢሎም ይዕዘቡ። ወዲ ዝብል'ኹምሲ ከምዚ እዩ፡ ከምዚ ዝበለ ኩነት ሳሕቲ ዘጋጥሞም ግዲ ኮይኑስ ኤርትራውያንን ሱዳናውያንን ሰኣልቲ (ናይ ደረቕን ተንቀሳቓስን) ብጉያ ናብ ዝበረኸ ቦታ ብምድያብ ክስእልዎ ኣምሰዮም። እቲ ኣብ ገጾም ዝበረ ሓጎስ “ኣዲኡ ዝመረቐቶ ዝብእስ ስጋ ዝተጻዕኑት ኣድጊ ተጓዝፎ” ዝብል ዝበረ ኮይኑ ይስመዓኒ።

ኣብቲ ዕለት ንታሪኻዊ ዝምድናን ሕውነት ክልቲኡ ዞባታት ዘንጸባርቕ ድራማታት ብመንእሰያት ንኡስ ዞባ ኣቑርደትን መንእሰያት ዞባ ከሰላን ቀሪቡ ነይሩ። ኣብ ድሕሪት ኮይነ ድራማ ይዕዘብሉ ኣብ ዝበርኩ እዋን ሓደ ዝሓለፈ ወርሒ ማስከረም ብስራሕ ምምህርና ኣብ ባረንቱ ዝተመደበ ፈላጥየይ “እዛም






ዝዋስኡ ዘለዉ ናይ ከሰላ ደየም ናይ ጋሽባርካ?" ሓቲቱኒ፡፡ ናብ'ቲ ቦታ ድሕር ኢሉ እዩ መጺኡ፡፡

"እዚኦም ደኣ ናይ ከሰላ እዮም" መለስሉ፡፡

"እዋእ" ብመልሰይ ከም ዘይዓገበ ኣብ ገጹ ይንበብ ነይሩ፡፡

ጽንሕ ኢለ "ወደይ ጋሽ ባርካ እዮም" ኢለዮ እናተጠራጠርኩ፡፡

"ለከ እንዶ ጉዱ፡፡ ብፍላይ እቲ ብጸጋም (ናይቲ መድረኽ ማለቱ እዩ) ዘሎ ወቓሕ ኢሉኒ" በሲኒ ከይተረድኦ ደምጹ ኣብርኽ ኣበሉ፡፡

ድሕሪና ከም ዘረጋገጽናዮ ግን እታ ድራማ ናይ መንእሰያት ከሰላ እያ ነይራ፡፡ መን ካብ መን ብምንታይ ክትፈልዮ ይከኣል፡፡ ኣብ ኣከዳድንኦም ትርኢቶም፡ ኣቃውማኦም ኮታ ኩልንትናኦም ኢዩ ሓደ እንደየም፡፡ ቡቲ ዝበረ ወኒ ነጋድያን እቲ መደብ ምሉእ ሊይቲ ክቕጽል ምሓደረ፡ ግን ንኹሉ ገደብ ስለ ዘለዎ ኣማስያኡስ እቲ መደብ ተዛዚሙ ድኣ፡፡

ንጽባሒቱ ንገዛ መደብ ምግራብ ስለ ዝበረ ገዕዞ ናብ መካነ መቓብር ሓርበኛታት ባረንቱ ኮይኑ፡፡ ኣብኡ ድማ ሓለፍቲ ክልቲኡ ወገናት ኣብ ዝተረኽብሉ ፈልሲ ገረብ ተተኺሉ፡፡ ብድሕሪ እዚ ዝቕጽለ መደብ ሓብራዊ መኣዲ ስጡጥቡብ እዩ፡፡ ዝሓለፉ ክንዲ ፍቕዲ ኣጸበዕቲ ናይ ሓንቲ ኢድ ኣብ ዝኾነ ዓመታት ኣብ ሽዱሽተኤን ዞባታት ሃገርና በጺሐ እየ፡፡ መኣዲ ስጡጥቡብ ተዓዚበን ተሳቲፈን፡፡ ምስ ምሕዋስ ሓያሉ ሰባት (ካብ ከሰላ) ገለ ርእየዮ ዘይፈልጥ ነገራት ክርኢ ተተሰፍየ፡፡ ሓድሽ ወኒ እምበር ሓድሽ ነገርሲ ኣይረኣኹን፡፡ "ከሳብ ክንደዚ ዲና እንመሳሰል?" ንኡበሰይ ሓቲተያ፡፡ እዚ ንሓደ ካብ ወከልቲ መንእሰያት ዞባ ከሰላ መንእሰይ ማሕሙድ ኢድሪስ፡ "ንሕና ብመሰረቱ ኣሕዋት ኢና፡፡ እዚ ዶብ ኤውሮጳውያን ንጥቕሞም ኢሎም ዝገበርዎ ሕንጻጽ እዩ፡፡ ዝ ሕንጻጽ ከም መፈላለይና ክንወስዶ ኣይነኽእልን፡፡ እቲ ካብ ቀደም ዝጀመረ ሕውነትና ቀጺሉ እዩ፡፡ ኣነ ከምቲ ንሱዳን ሃገረይ ዝበሎ ንኤርትራ እውን ሃገረይ እያ ዝበሎ፡፡ ትርእዮ ኣለኻ ብባህሊ ቋንቋ ወላ ካልእ ወላ ሓንቲ ዝፈላሊ የብልናን" ዝበሲ ዘረባ ዘራጉድ ኮይኑ ረኺበዮ፡፡

ሰንበት ድሕሪ ቀትሪ ስፖርታዊ ንጥፈታት እዩ ተኻይዱ፡፡ ጋንታ ስሉማ ናይ ዞባ ጋሽ ባርካ ምስ ጋንታ መንእሰያት ከሰላ ተጻዊታ፡፡ እቲ መሳጢ ጸወታ ዝተራእየሉ ግጥም ብጸወት ስለሉማ እዩ ክልተ ብሓደ ተዛዚሙ፡፡ ኣብቲ ኢጋጣሚ ተጻወትቲ ከሰላ ብዙሓት ዝፈልጥዎም ደቂ ባረንቱ ስለ ዝረኸቡ፡ ተተሰኣኦም ቅርበት ሊልኦም ብዘርኢ ፈለጥዮም ይሰዕሙ ነይሮም፡፡ ብፍላይ ሓላዊ ልዳት ናይ ከሰላ ኸአ'ሞ ሓለፉ ነይሮም፡፡ ወላ ደኣ ቋቋ ዓረብ ኣይሰማዕ እምበር ብዛዕባ ሕሉፍ እዋን የዕልሎም ምንባሩ ኣይሰሓትክዎን፡፡



ሓብራዊ ቓለ መንእሰያት ዞባ ጋሽ ባርካን ዞባ ከሰላን ብኹሉ ነገራቱ ክትርእዮ ከለኻ ቓለ ክልተ ኣሕዋት እንትረሓቐ ኸአ ቓለ ደቂ ገዛውቲ ክትብሎ ትኽእል ኢኻ፡፡ ብዛዕባ እዚ ምስ ሓደ ዓርከይ ምሸት ኣብ ከተማ ዘወር እናበልና ከለና ዝዘዛረብናዮ ኣሎ፡፡

"እዚስ ምምስሳል ናይ ማናቱ ዶ ክንብሎ ንኽእል" ናይ ዓርከይ ዘረባ እዩ፡፡

"ምስሊ ደቂ ጋሽ ኣብ ደቂ ከሰላ፡ ምስሊ ደቂ ከሰላ ከኣ ኣብ ደቂ ጋሽ ኣሎ" ምስ በልኩዎ ኣየወድኣንን፡፡

"እሞ እቶም ሓደ ከም ምስሊ መስትያት ናይቲ ሓደ ክግለጹ ይኽእሉ ማለትካ ደዩ?" ሓቲቱኒ፡፡

"ናይ መስትያት ምስሊ ድኣ ኣብ ቅድሚኦም እንታይ ኣሎዎ? ናይ መስትያት ምስልና እንተ ውሓደ ክልተ ጸጋማት ኣለዎ፡፡ እቲ ሓደ ኣብ መስትያት ኩሉ መሓውርና ጸጋም ኮይኑ እዩ ዝርኣየና፡፡ እቲ ካልኣይ ድማ ትንፋስ/ህይወት የብሉን"

"እሞ እንታይ ድኣልካ ክትብል ደሊኻ?

"ኣነስ ወደይ ከምዚ ጽሑፍ ወይ ስእሊ ልክዕ ቅዳሕ (photo copy) ዝኾኑ ኮይኖም እዮም ዝስምዑኒ"

"ስብከ ቅዳሕ ኣለዎ ደዩ?" ናይ ዋዛ እናሰሓቐ፡፡

"ኢይ ንሱ እንደዩ ዝገርመኒ ዘሎ፡፡ እናረኣኻ ክትክሕዶ እትኽእል ነገር ግን ዘሎ ኣይመስለንን፡፡" እናተበሃሃልና ናብ መደቀሲና ገጽና ኣምሪሕና፡፡ እንተ እታ "ስብከ ይቕዳሕ ደዩ" እትብል ሓሳብ ግን ክሳብ ሕጂ ካብ ሓንጎለይ ኣይወጸትን፡፡

"ሰብ ከ ይቕዳሕ ደዩ?"

# ዉዕዉዕ ቅነ ኣብ ከተማ ወናማት

ኣብርሃም የሃንስ (ወዲ ዕቋር)

ብመሰርዕ ብመሰርዕ ሕጂ'ዉን ኣለና

ብጋንታ ብጋንታ ሕጂ'ውን ኣለና ...

ብብርጌድ ብብርጌድ ሕጂ'ውን ኣለና

ከም ኣሕዋት ከም ኣሕዋት ሕጂ'ውን ኣለና

ከይተፈላለና

ንጻወትሞ ንትሓዋወስ'የ ዘመን ክምለሰየ

ሕመረት ኩሎም ዓወት ዘንቀሎም ዜማታት'ያ። ኣንጻር ጋንታኻ ንዘገጥሙ ፍናን ጋንታኻ ኣብሪኽካ ፍናኑ መታን ክተዳኽም ስም ሓይልኻ ብዓውታ ትድርግሖ። ታይገር፡ ሲኒር፡ ዛግረ፡ ሆሚብ፡ ብላክስታር ወዘተ መወዳእትኡ እታ ዕላማ ሓንቲ; እቲ ዘራኽብ ዕማም'ውን ሓደ ስለ ዝኾነ ብሓባር፦

"ከም ኣሕዋት ከም ኣሕዋት ሕጂ'ውን ኣለና ከይተፈላለና" ትብል።

ንጹሓይ ሳዋ ዝሰዕራ ሞራል ተዓለምታ'ዩ። እቲ ድምጺ እኩብ ጸዓት ይፈጥር። ንእስነት ንእስነት ዝሸትት ረሃጽ ካብ መታልሒም ይወርድ። ንሕናባ ንስዕር ንሕናባ ንስዕር እናበሉ ክፈኻኸሩ ጸኒሖምሲ በቲ ናይ'ቲ ሓደ ዓወት ኩሎም ይሕጎሱ። ሓድነቶም ዝረኣየ ደብና ድማ ጥምረት ሓይሊ'ዩ ብምባል ንጹሓይ ሳዋ ይዓግታ። ተፈጥሮ'ውን ካብ መንእሰያት ሳዋ ይምሃር'ዩ።

እታ ምሉእ ውክላ ንእስነት ዝርከባ እንኮ ከተማ ሳዋ'ያ። ኅይዩ ዝደክም ኮይኑ ዘይሰምየ ምሉእ ጸዓት ዝተዓደለ ሸባብ፡ ንቑናንን ሓንኳልን ዘቐንዕ መንእሰይ፡ እቲ ዝሃንጽ እቲ ዝሀንጽ መንእሰይ ዝርከበላ ቦታ ሳዋ'ያ። ኣብ ሳዋ ኣየራ ተሸተትካ መንእሰይ፡ ተሃንጠስካ መንእሰይ። እሞ ነዚ ከምዚ ዝበለ መንእሰይ ቅነ 'ተዘይተገበረሉ ንመን ይግበረሉ።

ኣብ ክንዲ ግልብጭ ጀበጅብ ተቐኒና

ኣብ ክንዲ ጅንስ ረንጀር ለቢሳ

ኣብ ክንዲ ታኬት ሽዳ ወድያ

ኣሃ'የ ንሳዋ ምውራዳስ ኔርዋ ዕላማ

እቲ ሳዋን ደቃን ዝተሓንገጥዎ ዕላማ ብትምህርትን ብዲሲፕሊንን ብፖለቲካን ብተዓሊምን ምሉእ ሰብ ኮይንካ ንውልቃውን ሃገራውን ሸቶ ኣብ ግቡእ ቦትኡ ምብጻሕ'ዩ። ነዚ ዕላማ ክዉን ክኸውን ድማ ጥምረትን ሓድነትን ወሳኒ'ዩ። ቅነ-ተመሃሮ መንእሰያት ዋርሳይ ይከኣሎ እምበኣር ነዚ ጥምረት ንምፍጣር'ዩ ብብዓመቱ ኣብ ሳዋ ዝቃናዕ።

ናይ ሎሚዘበን ቅነ ተመሃሮ ዋርሳይ ይከኣሎ ድማ ካብ ዕለት 19-21 ታሕሳስ 2014 "መንእሰይ ብቑሊ ትማል፡ ፍረ ሎሚ፡ ሓበን ጽባሕ" ብዝብል ቴማ ተቓኒዑ።

ኣብ'ቲ ብዕለት 19 ዝተኻየደ ናይ መኽፈቲ ስነ-ስርዓት፡ መምህራን ኣዘዙቲ ሰራዊት ሳዋን ሓለፍቲ ሃግሙተኤን ተረኺቦም ኔሮም። ጸሓይ ሳዋ ንጋሻ ተሰንፎ'ያ። እቶም ደቃ ግን ንፋለጥ ኢና ስለ ዝብልዋ፡ ግዲ ከይገበሩ "ሆ" እናበሉ ናብ'ቲ ናይ መኽፈቲ ስነ-





ስርዓት ድሺዛኦም ወደየም በቦታኦም ሓዘ። መደብ ድማ ብሃገራዊ መዝሙር ተኸፍተ። ብድሕር'ዚ ጥቡብ 28 ዙርያ ዝሓለፈ ስኣ-ጥበባዊ ስርሓት ንመድረኽ ተቘጻጸሮ። ተመሃራይ ኣቤል "ሃምበል" ብምባል ወኒ መምህርቱ ኣበራበረ። ብድሕርዚ ሓደ ድሕሪ ሓደ ግጥምታት ወሓዘ። ነዚ ተኸቲላ ሓላፊት ሃማመተኤ ዞባ ሳዋን ላዕለዋይ ትካላት ትምህርትን ብጺይቲ መንሱራ እስማዒል ናይ መኽፈቲ ቃል ኣሰምዐት። ብጺይቲ መንሱራ ኣብ ቃላ፡ መንእሰያት ሳዋ ካብ ኣተኩሮ ማሕበር ጥራይ ዘይኮነ ካብ ኣተኩሮ ኩለን ማሕበራትን ትካላትን ሳዋ ከም ምዃኖም መጠን ብኹሉ ኣካል ዝለዓለ ጠመተ ተገይርሎም ክሰርሑ ጸኒሖም። ሃማመተኤ ብሓፈሻ ኣብ ዓመተ 2014 ዝያዳ ኣተኩሮኡ ብምንጻር፡ ኣብ ትሕቲ "መንእሰይ ይንቃሕ፡ ይወደብ ይተዓጠቕ" ዝብል ተልእኾ ክሰርሕ ምጽንሑን እዚ ቅኑዕውን ከም ኣካል ናቱ ምዃኑ ሓቢራ።

ብድሕርዚ ቃል ዘሰምዐ ዳይረክተር ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ ኣቶ ቀሊት ግርማይ'ዩ። ኣቶ ቀሊት መንእሰይ ብጥበኡ ምስ እተማእዘነ ናብ ደርማስ ሓይሊ ይልወጥ። ስለዚ'ዩ ኸኣ ኩሉ ማሕበረሰብ ሳዋ ዓቕሙ ኣወሃሂዱ ናብኦም ዘውፍር ድሕሪ ምባል ያታዊ ስፖርት ኣብ ዝመጽእ ኣቓልቦ ክውሃቦ ተላብዩ።

ብድሕርዚ ኣእዳው ቀባእቲ 28 ዝሓለፎም ቅብኣታት ቅርዓቶም ከፊቶም እንህና በሉ። ሕድሕድ ዘይሰናኸፍ ሞያ፡ ትምህርቲ፡ ሃገራውነት ዝዓሰሎም ቅብኣታት'ዮም። ኣብ'ቲ ቀጽሪ ብተመሃራይ ፊልሞን ኪሮስ ዝተማህዘት ስራሕ ኣቓልቦ ኩሉ ከም ዝግዕዝ ጌራቶ'ያ። ፊልሞን ምህዛኡ ክገልጽ ከሎ ንሕጽረታት እትሸፍን ዘመናዊት ክራር ምስ ሚክሰራ ኮይና፡ ብጀራጎን ስፒከር እቲ ካልእ ክኣ ብስልክን ብዕንጨይትን ከም ዝሰንዓ ይሕብር።

ንጽባሒቱ ዕለት 20 ወርሒ 12 ተምሃሮ ሳዋ ናብ ትምህርታውን ባህላውን ውድድራትዮም ተጸሚዶም። ዕምቆት ዘለዎ ኣገላልጻን ወኒ ዝሰልብ ምንቅስቓስን ንተዓዘብቲ ጥርዚ ስምዒት ንኽሓኽሩ ዝገደዱ'ዮም። ወንን ክእለትን ዘለዎ ኣነ'ኸ እንታይ ግደይ ዝብል ወድድርዩ።

ብድሕርዚ እቲ ብተማሃሮ ሳዋ ልዑል ተቐባልነት ዘለዎ ጥቡብ ደቀንስትዮ ተመሃሮ ሳዋ ዝሓለፈ ውድድር ፋሽን ሸው'ዩ ተኣንጊዱ። እቲ ዝለብስኦ ካብ ላሙሲያ ዝተሰንዐ ምዃኑ ምስ ተዓዘብካ ኪኖ ምምሳጥ ቃል ይረኽቦሉ'የ እንተ ኢልካ "ዕድለኛ" ዝብል ጥቡብ'ዩ።

ሰንበት ዕለት 21ታሕሳስ ገና ጸሓይ ንመሬት ሓደርኪ ከይበለታ መንእሰያት ሳዋ ሮኬት ጉበለል ናይ መዓስከር፡ እተን ዛግረኻ፡ እስታር ከለናኻ፡ ንሕና'ባ ሆሚብ እናበሉ ሜዳ ኩዕሶ ዓሰልዎ። ኣዛዚ ማእከል ስልጠና ሃገራዊ ኣገልግሎት ሳዋ ኮሎኔል ደበሳይ ግደ ድማ ሪባን ብምቁራጽ መደብ ከፈቶ። ብድሕርዚ ግጥማት ኩዕሶ እግርን ጉያ እግርን ቀጺሉ። ኣንጠልጣሊ ጸወታ ብምንባሩ ደገፍቲ ዓወት ጋንትኦም ከውሕሱ ድምጾም ክሳብ እቲ ክበጽሖ ዝኽእል ብራኸ "ሆ" በሉ። ግዜ ቆጺሩ ድማ ጸወታ ተዛዚሙስ ናብ ምዕዳል ሽልማት ተሰጋጊሩ። 4ይ ክፍለ ሰራዊት ድማ ጉበለል ቅነ-ተመሃሮ ዋርሳይ ይከኣሎ ብምዃን ካብ ኢድ ናይ ክብሪ ዕዱም ሽልማታ ተቐቢላ። ተመሃሮ ድማ ከከም ኣመጻጽእኦም "ሆ" እናበሉ በቦትኦም ከዱ።





# ምእላይ ዕፋፈት ኣብ ሓድሽ ዓመት

*ኣርምያስ ሰለሞን*

ኣብዞ ሓዳስ ዓመት
’ታይ ኣምሲለ ’ዕመት
መስተ የለ ሽጋራ
ጥዕያ ኑብሲ... ተቐዩራ
ኣብይከ ነይረ... እቲ ቐደም
ባዕልኻዶ ንሞት ትቀዳደም?
ሕጂ’ውን ክምብል በለ’ምበር...
ክልወጥ’የ ገና... ክበራብር

ኣብ ሓድሽ ዓመት መብጽዓ ምእታው የድሊ ድዩ? ሓድሽ ዓመት ዝብሃል ኣሎ ድዩ? ነፍሲወከፍ መዓልቲ ንባዕላ ሓዳስ እንድያ... ንምንታይ ኢና ንኽንልወጥ ሓድሽ ዓመት ንጽበ ወዘተ. ዝብሉ፣ ንብዙሕ ዓመታት ኣብ ክትዕ ዝጸንሑ ዛዕባታት ስለ ዝኾኑ፣ ብዛዕባኦም ኣይኮንናን ክንዛተ።

እንታይ ደኣ ፍልስፍናዊ ትሕዝቶታት ናይ’ዚ ክትዕ ንጕድኒ ገዲፍና፣ ኑቶም ሓድሽ ዓመት ከም መወከሲ ለውጢ ክኾኑልና ዝመረጽናዮ ሰባት ልብታትና ንፈትሽ።

### ምጅማርን ምቍራጽን

“ወልፍታት ከቋርጽ እየ!” ዝሕመረቶም መብጽዓታት ሓድሽ ዓመት ኣዝዮም ብዙሓት እዮም። ‘ግናይ’ ወልፊ ከቋርጽ እየ መደብ እዩ። ‘ጥዑይ’ ወልፊ ክፍልም እየ እውን ከምኡ ርእሱ ዝኸኣለ መደብ እዩ። ‘ግናይ’ ነገር ምቍራጽ እንተ ኢልና፣ እቲ ኻልእ ገጹ፣ ዝሓሸ ህይወት ምምራሕ ክጅምር እየ የስምዕ እዩ። ግና ኸኣ ማዕረ’ቲ ሓድሽ ነገር ምጅማር ይሰራዕ ማለት ኣይኮነን።

ሓድሽ ዓመት ንወዲ ሓደ ዓመት ህጻን ጥራይ እዩ ሓድሽ ዝኾኖ እምበር፣ ካብኡ ንንዮ 2፣ 3፣ 4... እናበለ፣ ዓሰርተታት ሓድሽ ዓመታት ርኢናና ኢና። እሞ እንታይ ጌርና!? እዩ እቲ ቑም-ነገር።

ዓሚ ብምኽንያት ሓድሽ ዓመት ናይ ባንክ ሕሳብ (ቡክ) ዝኸፈተ ዓርክና፣ ኣብ’ዚ ቕንያት ሓድሽ ዓመት ረኺበዮ። “ምውህላል ገንዙብ ቀጺልካዮዶ?” ሓቲተዮ። ‘ድሕሪ’ቲ ፈለማ ዝኸድኩዎ፣ ናብ ባንክ ገጸይ’ኳ ጠሚተ ኣይፈልጥን’ ኢሉኒ። ገንዙብ ስለ ዘይረኸበ ኣይኮነን ናብ ባንክ ዘይከደ፣ እንታይ ደኣ ባህርይኡ ስለ ዘይለወጠ እምበር። ንሱ፣ ቡክ ናይ ካፈታት ኣስመራ ምህጣር እዩ ቐንዲ ሞያኡ።

ገንዙብ ኣብ ባንክ ምውህላል ማለት፣ ናይ ምሕሻሽ ባህርይኻ ምልዋጥ ወይ እውን ናይ ምቍጣብ ዓቕምኻ ምህጣር ማለት እዩ። እምበር ዝረኸብካዮ ‘ቅርሺ’ ሒዝካያ ናብ ባንክ ዙብ-ዙብ ምባል ማለት ኣይኮነን። ጥቕምታት ምቍጣብ ገንዙብ ምዝርዛር ኣገዳሲ ኣይኮነን። ምኽንያቱ፣ ምስ ቁልዑ ዘይኮንና ምስ መንእሰያት ኢና ነዕልል ዘለና።

***

ሽጋራን መስተን ምቍራጽ ምስ ገንዙብ ምቍጣብ ጥራይ እንተ ኣተሓሒዝናዮ፣ ኩሉ ሃብታም ከትክኽን ክሰትን ኣሎዎ ከስምዕ ይኽእል እዩ። ስለዚ፣ ሓድሽ ዓመት ምኽንያት ብምግባር መስተን ሽጋራን ከቋርጽ እየ እንተ ኢልና፣ ብቐንዱ ከምኡ ብምግባርና እንረኽቦ ረብሓ ክስወጠና ይግባእ። እቲ ውሳነ ድማ ናትና’ዩ። ብጥዕናና ዲና ንግደስ ዘለና ዋላስ ብገንዙብና? ወይ’ውን መስተ ምብዛሕ ትርጉም ከም ዘይብሉን ዋላ ሓንቲ ከም ዘይጠቕመናን ድዩ ተረዲኡና ወዘተ. እቲ ምስጢር ካብ ውሽጥና ዝተበገሰ ክኸውን ይግባእ። እምበር፣ ሱብ-ገበሮ ኢልና መብጽዓ ሓድሽ ዓመት ምእታው ትርጉም የብሉን ጥራይ ዘይኮነ እንተላይ የምዝኽና እዩ።

ኣብ ባር ኴንካ፣ መስተ እናሰተኻ “ካብ ጽባሕ ንንዮ መስተ ኣይጥዕማን’የ” ኢልካ መለኪያ ኣረቂ ናብ መሬት ምስ ኣፍሰስካያ፣ ንመደብካ ዝተቐበሉ መሳትይትኻ ሽዓ ንሻዓ ‘ቺርስ ንመደብካ’ ኢሎም ጠራሙዝ ኣናጕያም መስተ እዮም ዘቕጽሉኻ።

ንምንታይከ’ባ መስተ ይኹን ሽጋራ ተቋርጾ? ባህ ዝበለካ እንተኾይኑ ጨልጦ እምበር!... ኣብ ህይወትካ ዋላ ሓደ ጸገም ኣምጺኡልካ ዘይፈልጥ እንተኾይኑ፣ ከም ዘየምጽኣልካ’ውን ትተኣማመን እንተኴንካ ተብትቦ’ምበር ’ታይ ገዲሱካ እሞ ትገድፎ። ጥራይ ከም ዝጠቕመካ ርግጸኛ ኹን። እምበር ሱብ ሰታይ ስለ ዝበለካ ወይ’ውን ገንዙብ ስለ ዝሰኣንካ ክትገድፎ ኣይግባእን። ምኽንያቱ፣ ሱብ ደኣ እንታይ ከ ዘይብል። ገንዙብ ድማ ሎሚ ትስእን ጽባሕ ድማ ትረክቦ። ብፍላይ “ንመስተን ሽጋራን ዝኸውን ገንዙብ ኣይሰኣንን እዩ” እዮም ዝብሉ እቶም ምኽሪ ራት!

***

ኣብ ዝሓለፈ ዓመታት
ዝነበረ... ውጥናት
ጌጋ ግዲ ነይሩ
ቀልጢፉ ተሰይሩ
እንድዒ... ምኳን ኣብዩኒ
ሕጂ ግን... ተረዲኡኒ !
ኣብ ክንዲ መደባት ምብዛሕ
ልዕሊ ዓቕምኻ ምዝርጋሕ
ዕላማኻ ንጽር ዝበለ
መደብካ ውርጽጽ ዘለ

እንተኾይኑ...
ትዕወት 'መስለኒ
እንድዒ ኸኣ ንስኹም ትብሉኒ !

ውጥንን ትግባረን

መደባት ብጸጋታት እዮም ዝትግበሩ። ጸጋታት ድማ ዝጭበጡን ዘይጭበጡን ኩይኖም ኣዝዮም ብዙሓት እዮም። ምንጪ ገንዘብ ዘይብልካ ክንስኻ ብገንዘብ ዝትግበር መደብ ኣይተውጽእን ኢኻ። መደብካ ገንዘብ ምርኩብ እንተኾይኑ ድማ ጉልበትካ፣ ኣእምሮኻ፣ ግዜኻን ካልኦትን እቶም ቀንዲ ጸጋታትካ እዮም። ብዘይካ መደባት ውልቀ-ሰባት ኣዝዮም ብዙሓት ስለ ዝኾኑ፣ እዚን እትን ኢልካ ምትንታኖም ኣሸገርቲ እዮም። እዚ ኹይኑ እቲ ግና ቀድሚ ዝኾነ ነገር ምውጣንና ጸጋታትና ብግቡእ ክንመዝን ይግባእ።

ዓቕምና ናይ ፈረስ ክንሱ፣ ብጸጸ ክሰራሕ ዝኽእል ውጥን ምውጻእ ጌጋ እዩ። ምኽንያቱ፣ ጸጋታትና ንኽንቱ ይባኽን ኣሎ ማለት እዩ። ብኣንጻሩ'ውን ንሓንቲ ለይቲ ዘየሕድር ሰንቂ ሒዝካ ንዓመት ኣይግየሽን እዩ። "በየናይ ኣእጋር-ኣሰጋጋር" እዩ ነገሩ። ስለዚ ጸጋታትናን ውጥናትናን ክሰማማዕ ኣሎዎ።

ካልእ ድማ ጻዕቂ ዘኽትሎ መዘዝ እዩ። ንፋዕ ሰብ ሽሕ ግዜ ይንፋዕ ሰብ ምዃኑ ኣይተርፎን እዩ። ሰብ ስለ ዝኾነ ይደክም፤ ሰብ ስለ ዝኾነ ይዕንቀፍ፤ ሰብ ስለ ዝኾነ... ዓቕሙ ድሩት እዩ። ስለዚ ብዘይ መጠን ብዙሓት መደባት ምውጻእ ዓቕልኻ ኣጽቢቡ ከም ዘይተድምዕ ይገብር እዩ። ስለዚ ኣብዚ'ውን ጥንቃቐ ምግባር። ምኽንያቱ፣ ሓድሽ ዓመት ሎሚ ጥራይ ኣይኮነን። ንዓመታ ኣሎ፤ ድሕሪኡ'ውን ኣሎ። እምበር ኑተን ብኸንቱ ዝሓለፋኻ 'ሓደስቲ' ዓመታት ንኽትትክእ ክትገብሮ ኣብ ዘይትኽእል ጻዕቂ መደባት ኣይትውሓጥ። ኣብዚ ዓመት ክትገብሮ ዝመደብካዮ ብመንጽር ቀዳምነታትካ ትሰርዖ'ሞ፣ ትገብሮ ድማ። ምኽንያቱ፣ ህይወት ኣብ ሓደ ሓድሽ ዓመት ንእለቱ ኣይቅየርን እዩ። ብርግጽ ግና ምቕያር ትጅምር ኢኻ።

ባህርያዊ ለውጢ

ምስጢር ናይ ዝኾነ ምስ ኑብስኻ እትኣትዎ ሙብጽዓ ምምጻእ ባህርያዊ ለውጢ እዩ። እምበር ጥር ኢልካ ዝመጽእ ለውጢ የለን። ባህርያዊ ለውጢ ድማ ከም ቃል ደኣ'ዩ ቀሊል ዝመስል እምበር ከም ኣምር ኣዝዩ-ኣዝዩ ከቢድን ዝተሓላለኸን እዩ። ምኽንያቱ፣ ባህርይኻ ምቕያር ማለት ብጥሪኡ ካልእ ሰብ ምዃን ማለት እዩ። ካልእ ሰብ ምዃን ማለት ድማ ሃንደበት ዝመጽእ ክስተት ኣይኮነን። ዋጋ ትኸፍለሉ ኣምር እዩ። ስምዒታትካ ምቕታል ኣሎ፤ ብጹትካ ምኽሳር ኣሎ፤ ብሰብ ምንጻል ኣሎ፤ ክሳዕ ትለማመዶ ኣብ ጸቕጥን ንኣሰ-መጠን ጭንቀትን ምእታው ኣሎ... ክንደይ'ሞ ክንብሎ። ስለዚ ትብዖት ይሓትት። እምበር ሱቕ ኢልካ 'ርሑስ ሓድሽ ዓመት ይግበረልና' ጥራይ እናተበሃሃልካ ተዛዚኻ ዝመጽእ ለውጢ የሎን።

ትማል ምሸት ሰታይ ዝበረ
ኣሻብ ደኣ ሎሚ ተቐየረ!
ናይ ሓቂ ይግበሮ!

ትማል-ትማል እንድዩ ቀጣፊ ነይሩ!

እዋይ ፈጢርሉ... ተቐዪሩ!

እዚ ደኣ ዓሚ ዶ ሃካይ ኣይነበረን
ኣጻብዕቱ'ምበኣር ስራሕ ጀሚሩለን
እዋይ ተዓዲሉ!

ኩሶቶ ዓርከይ...
ዘውዓሎ ዘውዕል፣ ኣብ ዘምሰዮ ዝሓድር
እዱብ ኩይኑ ኢሎሞ፣ ብመደብ ዝወፍር
ኣሰይ! ኣሰይ!

ንስኻ ኸኣ ኣታ ኣንባቢ
ንእስ ኢልካ ዲኻ ዋላ ዓቢ?
ንገረና'ባ ናይ 'ኒው የር' መደብካ
ንዓመታ መታን ክንሓተካ
ንዓኻ ኢና... 'ታይ ደኣ ኣስጊልካ!



## ቋንቋ ጥቕሲ



"ንነብስኻ ብኣዕሩኽ ደኣ'ምበር፣
ብሓጹር ኣይትከላኸለላ።"

ቸክ

ሰብ ጥዑምየ፤ ጽምዋ ሕሱምየ። ካብ ሰብ ተኸፊልካ ምንባር ኣይከኣልን። ብሓቂ'ውን ተመራጺ ኣይኮነን። ሰብ ብሰቡ፣ ትርግታ ልብኻ ዘሰምዑ ብጓዚኻ ዚሓዝኑ ብሓጎስካ ዚፍስሁ ምስ ዚኸውኑ ዚያዳ ትመርጽ። ክትጉዝጎዝ ትብህጎ፤ ብጻይካ ድማ ትገብሮ።

ብኣንጻሩ፣ ሓድሓደ እዋን ባህ ዘዩብሉ ሰባት ትርኢ'ሞ፣ ፍጥረት ሰብ ትጸልእ፣ "ኣየ ሰቢ..!" ተደምጽ። እንተኾነ፣ ብሰንኪ ገለ ውሑዳት ንኹሉ ሰብ ጸሊእካ፣ ካብ ሰባት ክትርሕቕ ኣይግባእን። ሰብ ከይቀርበካ ኑብስኻ ክትግልል፣ ኣይ ናይ ጥዕይ ኣእምሮን!!

ብዙሓት ኣዕሩኽ እንተ ኣጥሪኻ፣ ጎድንኻ ርጉእ፣ ኣእምሮኻ ኸኣ ቅሱንዩ ዚኸውን። እቲ ምንታይ፣ ሓቀኛታት ኣዕሩኽ፣ ካብ ጸላእትኻ ዋልታ ኮይኖም ዘከላኽሉልካ፣ ኣብ እዋን ሽግርካ ጸግዒ ዝኾኑኻ፣ ኣብ ዘመን ራህዋኻ ድማ ንሓጎስካ ዘራጉዱ ፍጡራትዮም።

ስለዚ፣ ምኡዝ ሂወት ክተስተማቕርን ማሰናኽላት ክትብድህ፣ ንኑብስኻ መሓዙት ደኣ ፍጠረላ'ምበር፣ ካብ ሰባት ፈሪሕካ ኣብ ደልሃመት ኣይተንብራ።

"ንኑብስኻ ብኣዕሩኽ ደኣ'ምበር፣ ብሓጹር ኣይትከላኸለላ።"

## ሞያን ስራሕን

# መጻኢና ካባና!

ኢንጅ. ምሉእብርሃን ሃብታይ

ኣብ'ቲ ልሙድ መዓልታዊ ሃለኽለኽ ዝወዓለት ኑብሲ፣ ዝለመደቶ ክትገብር ብምውዓላ ግዜያዊ ዕግበት እናተሰምዓ፣ ናይ ለይቲ ዕረፍቲ ሲጋ ተመንያ። ቁሩብ ሰለም ድሕሪ ምባላ ግን፣ ሓደ ሓያልን ኣሰምባድን ድምጺ ኣበራበርዋ። "ኣብ'ዞም ዝመጹ ዘለዉ ዓመታት ሓደ መዓልቲ፣ ወይ ኣብ ዓቢ ዕጋበትን ተምሳጥን ክትርከብ ኢኺ፣ ወይ ድማ ብፍጹም ናይ ህይወት ጣዕሳን ሓዘንን ክትሳቐ ኢኺ። እዚ ድማ ሕጂ... ሕጂ... ባዕልኺ፣ ባዕልኺ ... ትውስኖ ዘለኺ ውሳነ እዩ፣" ክብል ንኸበሮ ኣእዛና ብዘፈታተን ሓይሊ ኣገባዕቢዑ።

"ኡፍፍፍ ... እንታይ ዓይነት ኣሰምባዲ ሕልሙ ደኣሉ'ዚ? ናይ ቀደም ጥዑማት ሕልምታተይ ናበይ እዮም ኣቢሎም? ልዋም ድቃስ ዝኸልእ፣ እንታይ እየ ኣቢሰ ዘለኹ...?" ክብል ኣህተፍቲፋ። ምሉእ ብምሉእ ስለዘይተበራበርኩ ግን፣ እንደገና ናብ'ቲ ቁጽጽር ኣልቦ ሕልመይ ተመሊሰ።

ኣብ ምድሪ ቤት ናይ ሓደ ብውቁባት ኣዕኑድ ዝጌጸ ኣዝዩ ሰፊሕ ኣዳራሽ፣ መርገጺ እግሪ ክሳብ ዝሰኣና፣ ኣዝዩ ብዙሕ ህዝቢ ጎድኒ ንጎድኒ ተሊጋጊቡ ደቂሱ...፣ ተራእዩኒ። ኑብሰይ'ውን ምስ ህዝባ ኣብ ሓደ ኩርናዕ ዕምጽጽ ኢላ ረኺበያ። ብሃንደበት፣ ንኹልና ከስምዕ ብዝኽእል ዓቕን 'ጠቓዕ ጠቓዕ' ዝብል ድምጺ ተሰሚዑስ፣ ኩሉ ሰብ ኣብ መመንጸፉ ኮፍ ኢሉ። የማነይ፣ ጸጋመይ፣ ቅድመይ፣ ድሕረይ፣ ተጠዋውየ እንተስተውዓልኩ፣ ዝተፈላለየ ሕብረታት ዘለዎም ሰባት ከቢቦምኒ።።

ብርዒን ወረቐትን ኣብ መተርኣሱ ዘቐመጠ ጨጓር መንእሰይ፣ ምርኩሰንን መቑጸርያኦንን ከይመልቁን ኣትሪረን ዝሓዛ ኣረጊት ፈላሲት፣ ካራባታኦምን ባድላኦምን ከየውረዱ ዝደቀሱ ኣዕናን ሰብኣይ፣ ዕጥቁ ኣብ ማእገሩ ዘይፈትሐ ወተሃደር፣ ከንብባ ዝወዓለ ጋዜጣ ዝተተርኣሰ በዓል ጽሩይ ካምቻ፣ ኣብ መዳቑስኦን ኑቲ ጸቢብ መሬት ኣተኣኻኺለን ቡነን ኣፍሊሐን ዘዋግዓ ኣንስቲ፣ ጻዕዳ ጋውን ኣብ ዝባኑ ዘየውረደ ሓኪም፣ ላፕቶፕ ሓቑፉ ዝደቀሰት መንእሰይ፣ ማርቴሎኡን ረሳሕ ኮምፕላስዮኑን ኣብ ኑብሱ ዘይፈለየ ጽሙእ ገጽ፣ ኣፍራዛን ባዴላን ብጎድኑ ኢጋዲሙ ምስ ሓመዱ ዝደቀሰ ወዲ፣ ኣቕሸሸቶምን መሻይኾምን ክፈላልዮም ዘይክኣልኩ ሰብ ጻዕዳ ማዕዳ፣ ቦርሳ ናይ ጥራውዝቶም ኣብ ዝባኖም ዘየውረዱ ተማሃሮ፣ መውረዲ ማዩን ጀሪካን ኣጸጊዐን ልውየተን ኣብ ኑብሰን ከይወድኞ ኣትሪረን ዝኣሰራ ወይዘሮ፣ ጠራሙዝ ናይ ቢራ ብዩማን ጸጋሙ ጨሪሑ ዝደቀሰ በዓል ገዚፍ ከብዲ ...ወዘተ፣ ገለ ኣብ'ቶም ኣብ'ቲ ጻት ንጻት መሊኡ ዝነበረ ዝተሓዋወሰ ሕብረታት፣ ብቐረባ ከቕልበሎም ዝኸኣልኩ እዮም።

ኣብ ማእከል ናይ'ቲ ኣዳራሽ፣ እቲ ንምትንሳእ ኩልና ጠንቂ ዝኾነ፣ ቅርጺ ሰብ እዩ ዝበልክዎ ነዊሕ ምስሊ፣ ኣብ ጫፍ ርእሱ ክሳብ ጽፍሪ እግሩ ብጻዕዳ ዓለባ ተሸፊኑ፣ ረኣኹ። ኣዒንቲ ከምዝለዋኦ ንኸለሊ ክልተ ነ኿ላት ኣብ ከባቢ ርእሱ ኣስተውዒለ። ኣፍ ስለዘነበሮ ኸኣ ከይደንገየ ክዛረብ ጀሚሩ። "ትሰምዑ'ዶ ኣለኹም? ኣእዛንኩም ኣይትዕጸዉ! ንኹተለልዩኒ ኣነ ግዜ ይብሃል። 2015 ክኣ በጺሐ ኣለኹ። ኣነ ርሑቕን ዘይብጻሕን መሲለኩም ንጽባሕ እናበልኩም፣ ይተግበር ኣይተግበር ብዘየገድስ ከም ሻሙ መብጽዓታት ትድርድሩ'ዶ ኔርኩም ሓቀይ? እሞ፣ ኣነ መዓስ ይዓጅበኒ፣ ሎሚ ኮይነ ከኣ መጺእኩኹም። ከም'ቲ ዓሚ ዝነበርክሞ ብትንፋስ ክትጸንሑ ምኽኣልኩም ጥራይ፣ ከም ሰባት ዘዕግበኩም ኣይመስለንን። እቲ ትማሊ ቅኑዕ ዝመሰለኩም ዝነበረ ነገር ሕጂ'ኸ ከም ቀደሙ ቅኑዕ'ዶ ኣሎ? እስከ ከም እንደገና ዕድል ክህበኩም ገምግሙ። ንምንባር ዝፈርሃ ጥራሕ እዩ፣ 'ኣይትሕተቱኒ!' ዝብል። ሕሉፍኩም ብሓቂ ንምግምጋም ኣይትጸልኡ፣ ህሉው ኩነታትኩም ንምዕራይ ነግ-ፈረግ ኣይተብዝሑ፣...ዋእ። ኣነ ግዜ ኣነ፣ ንትምህርቲ ዝኸውን ዝኣክል ዕድል ሂበኩም ከለኹ ገጌጋኹም ኣቕኒዕኩም፣ ኣብ መመስመርኩም እተዉ...."

ኣእዳዉ ንየማንን ጸጋምን እናወዛወዘ፣ ብኣዒንቱ ናብ ኩሉ ኩርናዓት እናተኹለለ፣ ድምጹ ኣበሪኹ ኣብ ትካዘ ኣእትዩና። ካባና፣ እንትርፎ ርእሰኻ ኣድኒንካ ምስማዕ፣ ክምልስ ወይ ክትንሰእ ብኣጋ ምዕይ ዝበለ ኣይተረኸበን። ኩልና ግዜ ዝብለና ክንሰምዕ እምበር፣ ንግዜ ክንምልሰሉ ወይ ክንገጥሞ ዘይተዳለና ኮይኑ ተሰሚዑኒ።

ንሱ ቀጺሉ፣ "ቅድሚ ሕጂ ኣብ ዝተማሃርኩሞ እስከ፣ እንታይ ትዝክሩ? ምህላው ማለት፣ ኣብ'ቲ ተረፍ ናይ ትማልን፣ ጸጋታት ናይ ሎሚን፣ ደማሚርካን ኣራቢሕካን፣ ብዛዕባ ጽባሕ ገለ ተስፋ ዘለዎ ስእሊ ክትሕዝ ምኽኣል እዩ።" ኢለኩም'ዶ ኔረ ሓቀይ?"

"እወ" ወይ "ኣይፋል" ክንብል ዕድል ከይሃበ ከኣ፣ "እቲ ብዛዕባ መጻኢኹም ዘለኩም ስእሊ ባህ ዘይብለኩም ትሕዝቶ እንተልይዎ፣ ብዓቕምኹም ክትቅይርዎን ከተማዓራርይዎን ምህቃን ባህሪ ወዲ ሰብ እዩ። ምኽንያቱ ሓቂ ይንበር ጥራሕ ኣይኮነን፣ ሓቂ ይመሃዝ እዩ። ኑቲ ትኣምኑሉ ሓቂ፣ ክንዲ ትጽበይዎ፣ ናባኹም ተምጽእዎ። ንስኻትኩም ብእወንታ ትልወጡ እሞ፣ ንለውጢ ናባኻትኩም ተምጽእዋ። እቲ ብዓቕምኹም ዝቐየርክሞ ወይ ዝፈጠርክሞ ነገር ከኣ ንዓኻትኩም ሓቂ ይኸውን። ንኻልኦት ድማ፣ ገና ዘይፍታሕ ሕልሚ ክመስል ይኽእል። ኣለኹም'ደታ?"

ኣብ ከባቢያይ ደቂሱ ዝጸንሐ ሱብኣይ፣ "ዋጋ ከምዘይብልና፣ ረጋጊጹ እምበር ወዲኡና እዚ ግዜ ዝብልዎ፣ እንታይ ዘይገበርና እዩ ክንድዚ ዝዋረዛዩልና? ሰብ ሕሉፍ ኩብርታቱ ንኺይርስዕ ዝከኣለና ጽዒርና.." ኩብል ኣብ'ቲ ከባቢና ሕሹኽ ኩብልን፣ "ትም በል! ሓሳዊ! ንዘዕበዮካ ኩብርታት ንበረሉ፣ ንኩብስኻ ተመራሒሉ፣ ኢኻ ተባሂልካ እምበር፣ ዘይተቓኾየ ህርመት ጌርካ ኣእዛን ሰብ ኣጽምምም'ዶ ተባሂልካ ኢኻ?" ዝብል ድምጺ ንኣእዛንና ክፍትነንን፣ ኣእጋር ግዜ ኣብ እንግድዓ እቲ ሱብኣይ ክዓልባን ሓደ ኮነ።

"በዓል ንስኻ፣ ዓበይቲ ክትብሃሉ ዲኹም? ምሂርኩም ትኽእልዎ እንተትኾኑ፣ ተቐሊዓ ዝመጸት ኩዕሶ ብኸመይ ትመሓላለፍ ትፈልጡ እንተትኾኑ፣ ብዛዕባ ኣተዓብብያን ስነ-ኣእምሮን ቀልዑ ገለ ክእለት እንተዝህልወኩም...፣ እዚ ኹሉ ዘረባ መድለዩና መሰለካ? ንሕሉፍ፣ ንህሉውን ንመጻኢን ምዝማድ ዲንቂ። ካብዩ ካብ ግዜ ግን ኣይህደምን እዩ። ኣነ ናይ'ቲ ትማሊ ዝነበረ ሓድጊ እየ። ጽባሕ ከኣ ፍረ ናይ'ዚ ሎሚ ትገብርዎ ዘለኹም ሓዲገልኩም ክኸይድ እየ። ገሌኹም ግን ብዛዕባ ሕሉፍ ጥራይ ምውጋዕ ዝተበራሃኩም ኢኹም ትመስሉ። እቲ ኣርእስቲ፣ ናባይን ናብ'ቲ ብድሕረይ ዝመጽእን ገጹ እንተሰጊሩ ክተዕለብጡ ጀሚርኩም ኣለኹም። እዚ፣ ናይ ሓደ ነገር ምልክት ምኻኑ ኣይትረስዑ። ናይ ሎሚ ስራሕኩም ኣየዕገበኩምን፣ የሕፍረኩም ኣሎ። ምስ'ቲ ረዚን ትማሊኹም ምውህሃድ ይኣብዩኩም ኣሎ። ብዛዕባ ጽባሕ'ውን ከቢድ ስግኣት ዘሕደርኩም ትመስሉ። ግብሪ ግን ትገድስኩም። በቲ ንወዲ-ሰብ ዝተዋህበ ባህሪ መሰረት፣ ንኩነታት ጽባሕካ ተማዓራርዮ ኢኻ። ራዕዲ እናተሰምዮ፣ ትም ኢሉ ናብ ጸላም ክኣቱ ዝደሊ ፍጡር መቸም የለን። ኢሂ ሓቀይ ደየ ሓሰየ?"

"ኣይ! ተማዒትምም በል ነዞም ሰባት፣ ኣይሓደገሎምን..." ዝብል ድምጺ ካብ'ቲ ሓደ ኩርናዕ ዝነበሩ ነኣሽቱ መንእሰያት፣ ብጭራቐምራቑ ተሰንዩ ተሰምዐ። "ትም በል! ኣንታ ወይጦ!" ክመጸካ እየ ንዓኻ'ውን ዝምሕረካ ከይመስለካ፣ ገና ክፍትነካ እየ። እንተኽኢልካ ሕጂ ስማዕ፣ ተማሃር!" ኢሉ ናብኣቶም ገጹ ግልጽ ኩብልን፣ ኣርዒዱ መንፈሱ ነዛ ንምርኣዩ ከቢድዎም፣ ገለ ካብኣቶም ብትሕቲ ማዕጾን መሳኹቲን ናይ'ቲ ኣዳራሽ ከም ኣናጹ መመሊቖም ካብ'ቲ ህንጻ ንኽወጹ ፋሕተርተር ኩብሉን ሓደ ኮነ። ግዜ ዘይብሉ ካልእ ህንጻ እንተረኸቡ ያኢ።

"ኣባኻ እየ ዘለኹ፣ ኣይወዳእኩን ኣንታ ዓቢ እየ በሃሊ። ኣስተውዕል! ንኣብኡት ትማሊ፣ ሓደ ከቢድ ጥቡብ ዝመስለካ ዝነበረ ነገር፣ ዓቢ ብልሓትን ምትሕልላኽን ኣሰኒኻ ትሰርሖ ዝነበርካ ስራሕ፣ ሎሚ ናብ ንቑሕ ውነኻ ምስተመለሰካ፣ ትርጉም ክትስእነሉ ትኽእል ኢኻ። ገሊኡ ኣሉታዊ ተግባራት ምኻኑ'ውን ክስወጠካ ይኽእል እዩ። እቲ ትማሊ ዝገበርካዮ ነገር፣ ምስ'ቲ ዘዕበዮካ ጥዑም ሕልሚ ዘይክቃዶ ይኽእል። ኣብ ሎሚ ኮንካ፣ ኑቲ ናይ ብቐድሚ ትማሊ ንስኻ ክትናፍቖ ትኽእል፣ ኑቲ ናይ ትማሊ ባህርያትካ ከኣ ክትፍንፍኖ ትኽእል ኢኻ። ብውሽጥኻ፣ ጽቡቕ ዝኾነ ናይ ጣዕሳ ስምዒት እንተተላዒሉካ ተሓጎስ። እዚ...፣ ትልወጥ ከምዘለኻ፣ ትዓቢ ከምዘለኻ ዘርኢ ጽቡቕ ኣብነት እዩ። እዚ ዓይነት ናይ ጣዕሳ ስምዒት፣ ይፍቶ እምበር ኣይጽላእን እዩ። ሳላ ብህይወት ዝጸናሕካ ንለውጢ ክትርኢ በቒዕካ። ቺድ... እዚ ይኣኽለካ እዩ። ትምህርቲ ፍቶ፣ ኣብ ሓደ ዓንኬል ዕንክይክይ ክትብል ኣይትእረግ፣ ምዕባይ ኣይተቋርጽ፣ ዓቢ ሰብ ኣይርኩብን እዩ።"

"እዚ ግዜ፣ ነዚ ሱብኣይ ከዘንብሉ ዝጸንሐ ስሚዕካዮ'ዶ? ሕራይ ገበሮ፣ እዚ'ኳ ኣውሒዱሉ፣" ኩብል ካልእ ሱብኣይ እየ በሃሊ፣ ካብ'ቲ ስግሩ ሕሹኽ ኩብል ከሎ፣ "ኣፍካ ሓዝ፣ ኣንታ ሰነፍ!" ግዜ ድሮ ናብኡ ሰጊሩ ተግሳጽ ጀሚሩ። "ገለ ከም'ዚ ከማኻ ከኣ ኣሎ ... ሓላፍነት ክስከም ዘይደሊ። ንኹሉ ውድቀታቱ ንኻልኦት ዘሰክም። 'በዓል እከለ እዮም ጺያይቖም መንገዲና ኣስሒቶምና እምበር፣ ኣነ ደኣ ተውሳኺዶ...' ዚ'ቃላቱ። ካልኦት ገበነኛታት፣ ንሱ ግን ጻድቕ ከምዝኾነ ኣምሲሉ ዘረድእ። ንኸም'ዚ ከማኻ፣ ናይ ሕጊ ክኢላታት ከም ዝብልዎ፣ "ሕጊ ናይ ምንባርን ምንብባርን ዘይምፍላጥካ ካብ ተሓታትነት ኣየድሕንን እዩ!" እንተብልናካ ይኣኽለካ ዶኾን ይኸውን? ንናይ ሓባር ስራሕ፣ ንናይ ሓባር ህይወት፣ ናይ ሓባር ጻዕሪ ከምዝሓትት፣ ጌጋ እንተተፈጺሙ ከኣ ናይ ኩልኻ በዓል ብርኪ ምኻኑን፣ ሳዕቤኑ ናብ ኩልኻ ምኻኑን፣ ልዕሌኻ መን ክፈልጥ ትደሊ? ሰባት ኪጋገዩ ከለዉ፣ ዓጉብ ንምባል ትፈርህ፣ ብሓደ ጸግዒ ኳንካ ከኣ ትስሕቕ። እዚ ልቦና ኣይሰመን! እቶም ዝተጋገዩስ ስለዝሰርሑ እኳ፣ ንስኻኸ...? ዝተጸንዐ ጌጋ እንተልዩ'ሞ፣ ንምጽጋኑ ጸዓት እንተሓቲትኩም ከኣ፣ ካብ ሓባር እዩ ክዋጻእ ዘለዎ። ምኽንያቱ፣ ኑቲ ጥዑምን ኑቲ ሕሱምን ሓቢርኩም ክትቋደስዎ ከለኹም'ዩ...፣ እቲ ህይወት። ብፍላይ ከኣ...፣ እቲ ብጽቡቕ ዘዕበዩኩም። ሕጂ እንታይ ሓድሽ ትምህርቲ የድልየካ ንዓኻ፣ ብዘይካ ምንሳሕ...፣" ኢሉ፣ ብእግሩ ርግጽ ኣቢልዎ ናብ ካልኡ ኣበለ፣ እቲ ፈታኒ ግዜ።

ግዜ፣ እንደገና 'ጠቓዕ ጠቓዕ' ኣቢሉ፣ መደረኡ ብዓውታ ቀጺሉ። "ኩሉኹም ብሓባር ስምዑ፣ በቲ ግምጣሉ፣ ካልእ ዓይነት ሕማም ከኣ ኣሎ። ብዛዕባ ሕሉፍን ህሉውን ክዛረብ ዝጸልእ። ብዛዕባ ሕሉፍ ኣይተገደስካን! ኣነ ሎሚ እንታይ ይብል ኣለኹ ኣየስተውዓልካን! በቃ ኣኺሉ ብዛዕባ ጽባሕ ዝኾነ ተጨባጢ ስእሊ ክትህብ ኣይትኽእልን ኢኻ። ሕልምኻ ባዶን ዘይጭብጥን እዩ። ኣብኡ ከለኻ ብሃውሪ፣ 'እዚ ግዜ እንታይ ኮይኑ እዩ፣ ከም'ዚ ዝኸውን ዘሎ?' እናበልካ ትጭነቕ። ኣነ ባዕለይ፣ ጥር ኢለ ካብ ሓደ መድረኽ ናብ ካልእ መድረኽ ክሰግረልካ ትምኒ። ብኸመይ እሞ ክቕየረልካ እየ? ዝጭብጥ ነገር ሒዝካ ዘይቀረብካ! ወዲ ሰብ ኣብ ውሽጡ፣ "ተረፍ፣" ስለዘለዎ፣ ብዛዕባ ሕሉፍ ተማራመር።"

"ብፍላይ እቶም መንእሰያት ትብሃሉ ኣስተውዕሉ!" እናበለ ናባና ገጹ ጥውይ ኩብል፣ ኣብ'ቲ ከባቢ ደቂሶም ካብ ዝነበሩ ሓደ መንእሰይ ዓንቂፉ ሰንከልከል ኣቢልዎ...፣ ንግዜ። "ወዲ'ኣይተ'ኸ! ኣታ ሰብ ዲኻ ኩቡቲ? ተንስእ!" እናበለ ኑቲ ሸፋኑ ቀሊዑ እንተረኣየሰ

ሰለስተ ኣርባዕተ ኮቦርታታት ዝተደራረበ፣ ኩሉ ዝተባህለ ኣጥዒዩ ዘይሰምዐ፣ ጎበዝ፡፡ “እእ... እንታይ ኢልካ ግዜ ሓወይ? ዘይተደቀሰና እንታይ ጌርናካ፣ ክትጨርም ... ደሊኻ ዲኻ?” ኣብ መስተን ሳዕሳዒትን ዘምሰየ እዩ ዝመስል፡፡ ግዜ ብወገኑ ኣቃውማ እቲ ወዲ ባህ ምባል ግዲ ኣብይዎ፣ “ትም በል፣ ከማኻ ከም ኣድጊ ሓጋይ ምህላልን ምንግርጋርን ዝዕየኡ ሓው የብለይን፡፡ መሳቱኻ ብቑሪ ተገሪፎም እናሃለዉ፣ እዚ ኩሉ ኮቦርታታት እንታይ ክትገብር ደራሪብካዮ? ዘርግሓዮ! ኣይትጠቕልሎ! ወዲ ሰብ ብኾቦርታ ጥራሕ ዘይኮነስ፣ ብሃፋ ትንፋስ ናይ መዳቕስቱ ዝያዳ ከምዝመውቕ ኣይትፈልጥን ዲኻ? ዘርግሓዮ ቀልጥፍ፣ ...!” ግዜ ጸርፌ ተወዲእዎ ግዲ ኮይኑ፣ ተኣልይሉ፡፡ ካብኡ ቁሩብ ሕልፍ ኩብል ከኣ ካልእ፣ መሰንቆ ዝተተርኣሰ መንእሰይ ዓንቂፍዎ፡፡ ግዜ፣ ነታ መሰንቆ ቀሊዑ ናብ’ቲ መንደቕ ገጹ እናጋጨወ፣ “እዚኣ... ዓይኒ ንዘውደቕካላ ጓል ሄዋን ንመታለሊ ክትከውን ኢለ ዲየ ኣትሒዘካ? ድምጺ ብዙሓት ልቢታት ዘይተድምጽ እንተኾይና፣ ድሕሪ ሕጂ ንዓኻን ነተን ስልክታትን ክበታትኸኩም’የ” ፈኪሩሉ ሓሊፋ፡፡

ካብኡ’ቶም ተፈልዩ፣ ስጉም ኩብል እንደገና ካልእ ሰብ፣ መጽሓፍ ተተርኢሱ ዝደቀሰ ረኸበ እሞ፣ ነቲ መጽሓፍ ካብ ትርኣሱ ቀሊዑ፣ “ተንስእ ኣታ ተብራብር! መካበሪ ሕጊ ዝሓዘ መጽሓፍ’ሲ መተርኣስ ይኸውን፡፡ ኣየ ደቂ ሎሚ! ... !” ነዊሕ ኣፋጽዩ፡፡ መሊሱ ግልጽ እንተበለ ኸኣ፣ እቲ ኣደራሽ፣ በቲ ደቀንስትየ ዘዕረፋሉ ወገን መውጽኢ ከፋት ስለዝከበሮ፣ ሓንቲ ረጓድ ሰበይቲ፣ በጽሒ ጓላ ኣኹቲላ ካብ’ቲ ገዛ እናወጽኣት ረኣየ፡፡ “ኮፍ በሊ፣ ኣንቲ ሰበይቲ! መሳቱኺ ረጊጽኪ ናበይ ትወጺ? ሰበይቲ ክትብሃል እንተኾይና፣ ኣብ ኣሚና ጸኒዓ፣ ቤታ እንተኸፈተት እዩ...፣ ማዕርጋ፡፡ ቤትኪ ገዲፍኪ ናበይ ትወጺ፣ ዛንታ ኣዴታትኪን ዓባያታትኪን ናበይ ክትሓድግዮ ደሊኺ? ሰብኣይ ብዘይሰበይቲ መዕለቢ ዘይብሉ ኣሞራ ምኳኑ’ኸ ከመይ ኣቢልኪ ትስሕትዮ፡፡ ኩበረትኪ ሓዲግኪ ካብ’ዚ ገዛ ክትወጺ እንተፈቲንኪ፣ ኣነ ግዜ ኣነ፣ ኣብ ዝኣተኽዮ ገዛ ክንራኸብ ኢና፣” ንዓኣ’ውን ፈኪሩላ፡፡

ኣስተምህሮ ዲና ክንብሎ ታህዲድ ቀጺሉ፣ “ኣንቱም መንእሰያት እትብሃሉ፣ ነብስኹም ፈትሹ፣ እቲ መልሲ ዝያዳ ካባኹም እየ ዝደልዮ፡፡ ትምህርቲ ክትመሃሩ፣ ህይወትኩም ከተማዕብሉ፣ ኣብ ታሪኽኩም እወንታዊ ቀለቤት ክትወስኹ፣ ንህይወትኩም ትርጉም ዝሁብ ፍረ ክትፈርዩ፣ ኢልኩም ኣብ እትሓስብሉ እዋን፣ ብዛዕባ ሕሉፍን ህሉውን ክሳብ ክንደይ ብጽሞና ትከታተሉ ወሳኒ እዩ፡፡ ናይ ብሓቂ እዝንኹም ጸሊኹም’ዶ ትሰምዑ? ዝግበርን ዘበሃልን ዘሎ ተስተውዕሉሉ’ዶ፣ ወይስ ብዱፋት ኣንቴና (ቻነል) ቀይርኩም ኢኹም? ንትዳይኩም ጸማም እዝኒ እንተሂብክሞ፣ ፍረ ዝርከቦ ስራሕ የለን፡፡ ኣብ ዓለም ዘዝዘራእካዮ ኢኻ እትዓጽድ፡፡ ብጋጣሚ ዝመጽእ ነገር የልቦን፡፡ ከከም ዝግበኣኩም ኢኹም ዘለኹም፡፡ ዓሰቢ ናይ’ቲ ትማሊ ዝወሰድክሞ ምርጫ፣ ሎሚ ኣብ’ዛ ዘሎኹማ ኩነታት ኣለኹም፡፡ እዛ ሎሚ ትዓይዋ ዘለኹም ከኣ፣ ንጽባሕ ኩተሐገሰኩም እያ፣ ወይ ኣብ ከቢድ ጣዕሳ ክትሸመኩም እያ፡፡”

ዝጠፍኣ ነገር ዝደሊ እንክመስል፣ ኣብ ብምሉኡ እቲ ኣዳራሽ እናኾለለ፣ ነዊሕ መዲሩ፡፡ “ኣንታ ተማሃሪ እየ እትብል፣ ከየፍረኻ ዓብዩ እየ እትብል፣ በዓል መልሓስከ ኣበይ ኣሎኻ? ናብ’ቲ በዓል ኣነ ዝደቀስናሉ ከባቢ ስለዝቐረበ፣ ኑብሰይ ብፍርሒ ከንቀጥቅጥ ተፈሊጡኒ፡፡ ኣብ’ቲ ከባቢና ደው ኢሉ ኣስተምህሮኡ ስለዝቐጸለ ግን፣ ክሰምዕ ዕድል ረኺበ፡፡ “እቲ ዘሎካ ተኽኢካዊን ኣካላዊን ብቕዓት ኣብ ሓደ ንቡር ሃዋህው ብሰላም ኣስሪሑ ከንብረኒ ይኽእል እዩ፣ ትብል ትህሉ ትኸውን፡፡ ኣብ’ቲ ንቡር ከንብረካ ይኽእል ይኸውን፡፡ ኣነ፣ ልዕሊኡ እንተሓተትኩኻ’ኸ ትምልስ’ዶ? ኣብ ዝተመሓደረ ኣከባቢ ብዘተዳለወልካ ክትነብር ጥራሕ ዘይኮነስ፣ ብትምህርትኻን ብኣብነታዊ ኣበርክቶኻን ናይ ኣተሓሳስባ ለውጢ ኣምጺእካ፣ ሓድሽ ናተይ እትብሎ ምንባርን ታሪኽን ክትፈጥር እንተጠሊብኩኻ’ኸ? ትገጥመኒ’ዶ ትሃድም?” ሕቶታት ኣዝኒቡ ቁሩብ ጸጥ ኢሉ፡፡

ድምጹ ቁሩብ ኣትሒት ኣቢሉ ኸኣ፣ “ትምህርቲ ክህልወካ ጽቡቕ እዩ፡፡ ንሓቂ ብስነ-ፍልጠታዊን ዘየጣዕስን መንገዲ ኩተምጽኣ ይሕግዘካ፡፡ ካብ ጎጽን ሓይልን ዓመጽን ወጺእካ፣ ዘዕግብ ለውጢ ተምጽእ፡፡ ካልኦት ክዕምጹኻ እንተፈቲኖም ከኣ፣ ትምህርቲ የድሕነካ፡፡ ምኽንያቱ ዝተማህረ ሰብ፣ ጊላ ናይ ካልኦት ክኸውን ኣይብቅዕን እዩ፡፡ ስለ’ዚ ብዛዕባ ትምህርቲ እንተሓሲብና፣ ብዛዕባ ሸቒልካ ኩብድኻ ምዕንጋል ዘይኮነስ፣ ብዛዕባ ምስ ዓለም ገጢምካ ኑብስኻ እትመርሓሉ መሰረታዊ ባህርያዊ ለውጢ ኢና ነልዕል ዘሎና፡፡ ትሰምዑ’ዶ ኣለኹም? ክንደይ ሳዕ ክምህረኩም ትደልዩኒ ኣለኹም?”

እዚ ተግሳጽ ኣብኡ ኩብቅዕ ብምሉእ ልበይ እናጸለኹ፣ ዝፍቲ ኣእጋር ኣብ ጥቓ ትርኣሰይ ዱብ ኢለን ዓለባ፡፡ ኩላ ኑብሰይ ከኣ ኣብ ውሽጢ’ቲ ብደጊኡ ክሪእ ዝጸናሕኩ ጻዕዳ ነገር ኣተወት፡፡ ኣብኡ ዝጸንሐት ብርዒ፣ በቲ ግዚፍ መራገጺኡ ጌሩ ጥሕን ጥሕን ኣቢልዋ፡፡ ኣስናኑ ነኺሱ ከኣ፣ “ንስኻስ እንታይ ፋይዳ ክትባቑጠሉ ብርዒ ሒዝካዮ? መምህር እየ ንኽትብል? ንዓይ ንግዜ ንጎድኒ ገዲፍካ መምልኢ ወረቐት ዝኸውን ጽውጽዋያት ክትሓናጥጥ! ኣንታ ፈራህን በርጡጥን፣ ካባይ ካብ ግዜ ተሓቢእካስ ያኢ ክትፈሪ!” ከም’ቶም ብጾተይ ብሓደ ክልተ ጸርፍታት ክሓልፈለይ እናተጸበኹ፣ ዝፍቲ ኣእጋር ግዜ ኣብ ክሳደይ ዓሊበን ምትንፋስ ከልኣኒ፡፡ “ኣንታ ግዜ.. ተደሊኻ ዋላ ውሰደና፣ ኣብ መዓልታዊ ውልቃዊ ናይ መነባብሮ ሃለኽለኽ ተጸሚድና እናሃሎና እሞ፣ ብዛዕባ ለውጢን ዘይለውጢን ኣበይ ኢና ክነርክበሉ? ብፍርቂ ኩብድና እናሓደርና፣ ሓንቲ ካምቻ ከይቀየርና፣ ከም ሰብና ናብራን ሓዳርን ክንገብር እኳ ከይበቓዕና፣ እስከ ረኣየና! ገሊኦም ከኣ፣ ለውጢ ማለት ኩብድኻ መሊእካ ምሕዳር ማለት’ዩ፣ ኢሎም ይምህሩ ኣለዉ፡፡ ምስ’ቲ ናትና እናተጋጨወ፣ ብምንታይ ብልሓት ከምንምህር ጠፊኡና” ዝገበረ ክጉብር ኢለ መሊሰሉ፡፡ ዋላ ክሳደይ ረጊጹ እንተሓሰየኒ፣ ክቕበሎ ወሲነ’የ፡፡

“ኩብድኻ ምዕንጋል፣ ዝኾነ ዓይነት እንስሳ ዝገብሮ፣ ካብ ዓቕሚ ወዲ ሰብ ንታሕቲ፣ ተራ ነገር ምኳኑ ትምህር ኣንታ ቦጅባጅ! ብዘይካ’ዞም ካምቻን ካራባታን እናቐያየሩ ናብ’ዛ ገዛ እትው ውጽእ ዘብዝሑ ዘለዉ፣ ንስኻ ምስ’ቶም ኣብ ውሽጢ ገዛ ዝሓሸ ዕድል ትምህርቲን መጻሕፍቲን ዝረኸቡ ኢኻ ትጽብጸብ፡፡ ብዛዕባ መዓልታዊ ሃልኪ ጥራይ እንተሓሲብኩም፣ ሞያውነት እንተኣጥፊእኩም፣ እቲ መዓልታዊ ዝበሃል’ውን ሓደ መዓልቲ ክትሰእንዎ ከምእትኽእሉ...፣ ጥዑይ ጌርካ ትምህር፡፡”

ዝወረደ ይውረድ ኢለ ተመላሊሰዮ፣

“ገለ ሰባት ክሰምዑ ከይተጸበዩ፣ ‘ንሕና ናይ ምንባር ሕቶ ከቢዱና እናሃለወ፣ ብዛዕባ ሞያን ዘይሞያን ከኣ ኣርኪ.ብኩም?’ ዝብል ስላዕ ዘረባ ድርብይ ኣቢሎምልና ይዕዘሩ። ኣርኪ.ብካ ክትምልሰሎም እንተፈተንካ ከኣ ዕድል ኣይህቡኻን። ኣእዛኖም ይሃድማኻ። እቲ ካብ ሸግር ከውጽኣና እዩ ዝብልዎ ልሙድ ዝኾነ ጉያኦም ይቕጽሉ። ንኡበሶም ካብ ምሕሳብ ክቐጥብዋ ይፍትኑ። ንዘይምሕሳብ ከም ግዜያዊ መዐገሲ ከኒና ክጥቀምሉ ይጋደሉ። ካብ ሓሳብ መላቐቒ መደንዝዝ የናድዩ...፣ እንታይ ግበሩ ኢኻ ትብለና፣ ግዜ...! እዛ ረቃቕ ኣንሶላ ትርእያ’ዶ ኣለኻ? ከም ሱብና ሓንቲ ኮሮርታ ዘይብልና...” ግዜ ንእስኑተይ ሪኡ ክድንግጸለይ ተጸብዩ። ንሱ ግን፣ ኣብ ክሳደይ ዝከበረ ጸቕጢ ኣትሪሩ፣ ምፍጣረይ ክሳብ ዝጸልእ ገበረኒ።

“ካብ’ዚ ዘሎናዮ መድረኽ ንኽንላቐቕ እዩ፣ ሕይል ዝበለ ሞያ ዘድልየና ዘሎ፣ ብቑዕ ኣፍራዪ ዓቕሚ ዝሓተና ዘሎ፣ ፍረ ዘለዎ ስራሕ ንኽንሰርሕ፣ ሕጊ ናይ ስራሕን ምንባርን ንኽንፈልጥ፣ ካብ ውዕል ሕድር ክንወጽእ... ወዘተ እናበልካ ብዝተፈላለየ ጥበባት ትምህር። ቃላት ምምልላስ ደኣ ኣበይ ከይጠፍኣካ፣ ኣይ ቀላቢ ቃላት እንዲኻ፣ ካልእ ዕዮ ዘየብልካ፣ ፈጠራውነት ዘይብልካ! እስከ ሓደ እዋን ዝመሃርኩኻ ብዛዕባ ‘ኣተሓላልዋ ቤትካ!’ ሕጂ ድገመለይ፣” መጨረሽታኡ ጸቕጢ ኣእጋሩ ካብ ክሳደይ ቁሩብ ኣፍኩሱ ኣቢሉ ንኽዘረብ ዕድል ሃበኒ።

“ንኹብዲ መዕንገሊ ዝኸውን ገለ-መለ ክተናዲ፣ ገዛኻ ኣይዕጹው ኣይግፋቱን ገዲፍካዮ እንተወጺእካ፣ ከምዝሓሰብካዮ ምስላጥ ኣብዩካ ከይተመለስካዮ ድማ ምስእትሓድር፣ ካልኦት ናይ’ዛ ዓለም ጥቡብ ዝተማህሩ ሰባት፣ ኑቲ ባዶ ዝረኸብዎ ገዛኻ ኣሐዲሶም ንኽትነብሮ ዘህርፍ ቤት ይገብርዎ። ሽዑኡ ብደገ ኳንካ፣ ኣነ ወዲ እከለ እየ፣ እዚ. ገዛ ውርሻይ ስለዝኾነ ውጽኡለይ ክትብል ኣይትኽእልን ኢኻ። ንዓለም ብንዶሎ ጥቡብ ኮሊልካ ኮሊልካ መርገጺ እግሪ ምስ ሰኣንካ፣ ቤትካ ከኣ ብሱብ ሞያን ጥቡብን ተወሪሱን ማዕሪጉን ምስ ጸንሓካ፣ ናበይ ተብል? ሎሚ ኣብ ዓለም፣ ‘እዚ. ናተይ ናይ በይነይ እዩ፣ ኣቦይን ኣቦሓጎይን ስለዝገደፉለይ ዝትንክፈለይ የለን፣’ ክትብል ኣይትኽእልን ኢኻ። ሰራሕካን ተማራሚርካን ዘይተማሓድሮ እንተኳንካ፣ ሱብ ሞያ ክወርስዎ እዮም። ንሓንቲ ንብረት እቲ ዝያዳ ዘፍርየላን ኣጽኒዑ ዝሓዛን እዩ ዝወርሳ። እቲ ዝተወልደ ኣይኮነን። ነዚ’ታት ንኽንዛምድ እዩ ከኣ፣ ምስ’ዚ. ሕጂ ዘሎ ረቒቕ ዓለም ዝዳረግ ናይ ህይወት ብልሓት ዝሓትት።” ኢልካኒ ኔርካ።

“ወስኸሉ! ዓውለማ ዝተባህለ ከኣ፣ እቶም ሱብ ጥቡብ በቤቶም ምስ ኣመሓደሩ፣ ኑቲ ናይ ቤቶም ሸሻይ ወዲኦም ናብ ምልእቲ ዓለም ክዞሩ ምስደለዩ፣ ዓለም ሓንቲ እያ ክብሉ ጀሚሮም። ቀቑሩብ ቀለም ዝጠዓመ ድማ፣ ቡቲ ገርሂ ልቡ ሰሚዕዎም። ናብ’ቲ መሬቱ መእተዊ መንገዲ ከፊትሎም። እዘን ግድል ዘይፈትሓ ቁሩብ ቁራብ ቀለም’ሲ ብኻ እኳ ተሪፈን! ዛጊት፣ እንታይ እየን ፈይደን? እስከ፣ ነንቡብ ንሕሰብ፣ ንወስኸለን! ትብሎም። ዓውለማ፣ ኑቶም ታሕተዎት ሸሻዮም ዘሚቱ፣ ኑቶም ተወዳዲሮም ክኑብሩ ዝኽእሉ ጥራሕ ዕድል ዝሁብ ምኳኑ ተብርህ። ክትምህር እንተፈቲንካ ጥዑይ ጌርካ ምሃር፣ ኣይትሰልኪ! እንተዘየሎ ኣነ ግዜ ኣነ፣ ከምዛ ብርዒ፣ ኣእዳውካ ክሕምሽሽን እየ። ድሕሪ ሕጂ መምልኢ ወረቐት ዝኸውን ጽሑፍ እሞ ኣርእየኒ...! እዘን ናይ ስነ ልቦና ቓላት ከኣ ትቕላልበን እንዲኻ፣ ኣብ ምትግባር ደኣልካ በትኪ. እምበር፣ ሓደ ግዜ እንታይ ኢና ተበሃሂልና ዝነበርና?”

ናይ ክሳደይ ጸቕጢ መሊሱ ስለዝትረረለይ፣ ብወጥሪ ተለፋሊፈ። “ኣብ ጁባኻ ሓንቲ ድልውቲ እምኒ ሓቢእካ ብዛዕባ ሰላምን ዘተን ከምዘይሕሰብ፣ ካብ መኣዲ ኣሕዋት ርሒ.ቕካ ብዛዕባ ፍቕሪ ስድራ ከምዘይለዓል፣ ካብ’ቲ መኣዲ ኣሕዋት ሓንቲ ዝያዳ ባኒ ሓቢእካ ብሰላም ከምዘይትብላዕ...ወዘተ ከምኡ’ታት’ዩ። እንድዕሉ በጃኻ...፣ ኣንታ ኣብ መንጎኡ እባ ትንፋስና ከይተሕልፋ!”

“ኣይትኾላልፎ! ‘እዛ ጎደና ሓርነት፣ ሓንትን ፍልጥትን እያ፣ ተጋገ የብላን። ካብ ሻቕላን ስክፍታን ክንድሕን ብኣኣ ንመላለስ። ነገራዊ ብልሓት ምስ’ቲ መንፈሳዊን ማሕበራዊን ህይወት እንተዘይተዛሚዱ፣ ብላሽ ምኻኑ ትምህር። ብፍላይ ከኣ ንዓና፣ ኣብ ማሙቕ ዝኾነ ቤተ-ሰባዊን ሕብረተ-ሰባዊን ጓህሪ እናሰሓንና ንዝዓበና፣ ዘይትመን ዋጋ ንዘተኸፍለልና....፣ ፍቕሪ ቀደምና ይሕሸና፣ ነንሕድሕድና ንረኣኣ። ዝተወንዘፈ ሕቶታት ህይወት፣ ምስ’ቲ ምሉስ ኣይቅመጥን እዩ፣ ወዘተ’ እናበልካ ትጽሕፍ። ጥዑይ ጌርካ ጸሓፍ”

“ስለ’ዚ. ኩልኹም ዝዓበኹም ኩኑ ዝከኣለኩም፣ ትሰምዑ ኣለኹም፣” ድምጹ ሓፍ ኣቢሉ ንብምሉእና ከስምዕ ብዝኽእል ድምጺ፣ መዛዘሚ ጌሩልና። ኣእጋሩ ካብ ክሳደይ ስለዘልዓለለይ፣ ኣነ’ውን ከም ሰበይ ኩተንፍስ ጀሚረ። “ብዛዕባ ትምህርቲን፣ ስራሕን፣ ለውጢ.ን ክንሓስብ ከሎና፣ ብዛዕባ ውልቃዊ ንዋትን ሃብትን፣ ብዛዕባ ናይ ውልቀ ሰባት ስልጣንን ሽመትን፣ ኣይኮነን እቲ ዘረባ። ብዛዕባ ህይወት ወዲ ሰብ፣ ዕላማን ትርጉም ምንባር ኢና ነልዕል ዘሎና። ብዛዕባ’ቲ ትማሊ. ዘዕበየኩም፣ ሎሚ ዘለኹሞን፣ ብዛዕባ ናይ መጻኢ. ሕልምኹምን፣ ክትልውጥዎ ዝግበኣኩም ነገራትን፣ ምኳኑ እዩ። ነዚ. ንኽትፈትሑ ከኣ፣ ኣብ ናይ ሓባር ግድል፣ ናይ ሓባር ኣበርክቶ ክህልወኩም ግድን እዩ። ፍረ-ጻማኹም ከኣ ብሓባር ትሓፍሱ። ገለ ሰባት ዘይሰጎምዎ፣ ሓደ ኣንጎሎ ጥውይ ስለዝበልካ ጥራይ፣ ልዕሊ. ሱብካ ዝኀራሕካ ከይመስለካ። ኩሎም ሰባት ዕግበት ዝደልዩሉ ነናቶም ጥቡብ ኣለዎም። ካብ’ኡን ናብ’ኡን ግን፣ እቶም፣ ካብ ውልቀ ጉዳዮም ሰጊሮም ኣብ ናይ ሓባር መኣዲ ኢዶም ዝሕውሱ ዝለዓለ ዕግበት ይረኽቡ። ናብ መንገዲ ዓወት ክትስጉሙ እንተኳንኩም፣ ንሱ ስለዝኾነ እቲ ቀዳማይ ምርጫ።

ንሕጂ፣ ኣብ’ዚ. ይእከለና። እቲ መቐጸልታኡ ኣብ ወውሽጥኹም ስለዘሎ፣ ኑብስኹም ፈቲሽኩም መልእዎ። “ቡቲ ዘዕበየኩም መዝሙር፣ መጻኢ.ና ካባና!” ኢልኩም፣ ከከም ቋንቋኹም ቀጽልዎ። ናይ ሓባር መልክዕ ከኣ ኣልብስዎ። ብሩኽ ምዕልቲ!” ኢሉ ግዜ፣ ንኽንሓስብ ዕድል ሂቡና። ግዜ፣ እቲ ዓቢ. መምህር!

ለይቲ ኣብቂዑ መሬት በርሃው ስለዝበለ፣ “ኣን’ታ ቀልዓ ደሓን’ዲኻ ደኣ ምሉእ ለይቲ ክትህተፍትፍ ሓዲርካ?” እናበለት ኣደይ ኣተንሲኣትኒ። ክድቅስ ከለኹ ኣብ ትርኣሰይ ዝከበራ ብርዒን መጽሓፍን፣ ኣብ ቦታአን ብደሓን ስለዘረኣኽወን እየ፣ ሕልሚ ምኳኑ ዘረጋገጽኩ። ናብ መዓልታዊ ዋኒነይ ንኹብል ከኣ፣ ብንቑሕ ውኖ ሓሳብ ጀሚረ።

# ብሉጽ ምርምርን ስራሕን ብኸመይ?

ዳንኤል ሰመረ

ምህር ስነቁጽሪ ዶ/ር ሪቻርድ ሃሚንግ፡ ቅድሚ 25 ዓመታት ኣብሉ፡ ብሉጽ ምርምርን ስራሕን ብኸመይ ክሰኻርብ ከም'ንኽእል ኣገዳሲ ምኽርታት ሂቡ ነይሩ። ንሱ ኣብ 1986 "ንስኻን ምርምርካን" ኣብ ዝተሰምዮ መደርኡ፡ ናይ ልዕሊ ኣርብዓ ዓመታት ኣብ ኮምፒዩተር ሳይንስ ዝጸንሖ ምርምርን ወህለል ተሞክሮኡን ኣካፊሉ ነይሩ። ዛዕባ መደረኡ፡ ስለምንታይ ውሑዳት ሳይንቲስትን ተመራመርትን ጥራይ ዓብይቲ ስራሓት ክፍርዩ ይኽእሉ? ንዝብል ሕቶ ክምልስ ዝፈተነ እዩ ነይሩ። ንሓሳቡ፡ ብኸምዚ ዝሰዕብ ኣብ ዓሰርተ ነጥብታት ከጥርኖ ተፈቲኑ ኣሎ።

## "ትሑት ትጸቢት ኣውግድ"

ንኡበስኻ "ብሉጽ ስራሕ ክሰርሕ እየ ዝደሊ" በሎ። ብዙሕ ጊዜ ሕብረተሰብ ወጻኢ ዝበለ ብሉጽ ተበግሶ ከዩተዓበዕ ይኽእል። እንተኾነ "ኣሰር ዝገደፍ ወሳኒ ስራሕ ክሰርሕ ኣለኒ" ኢልካ ክትብገስ ይግባእ።

## "እእምሮኻ ኣዳልዎ"

ብዙሓት ሰባት ዓብይቲ ስነፍልጠታዊ ርኽበታት፡ ናይ ሃገር ዕድል ክመስሉም ይኽእል ይኸውን። ዕድል ግን ካልእ ዘይኮነ፡ ዕድል ምስ ተበግሶ ምውሳድ ምውሳብ ማለት እዩ። ኣብ'ዚ ነጥቢ ሃሚንግ ናይ ፓስተውር፡ "ዕድል ንድሉው እእምሮ ትመርጽ" ዝብል ምስላ ይጠቅስ።

## "ዕድመን ጊዜን ኣገደስቲ'የን"

ኣይንስታይን ብዙሕ ካብ ስራሓቱ ገና ንእሽ ከሎ እዩ ተግቢርዎም። ብዙሓት ናይ ኳንተም ፊዚክስ ሊቃውንቲ፡ ምሑራት ስነቁጽርን ኣስትሮ-ፊዚክስን'ውን ኣብ ንእስነቶም ዓብይቲ ስራሕ ዝሰርሑ ኣለው። በቲ ካልእ ሸነኽ ክረአ ከሎ ግን ከም ኣብ መዳይ መዚቃ፡ ፖለቲካን ስነጽሑፍን ብሉጽ ስራሕ መብዝሕትኡ ጊዜ ድንጉይ ኢሉ ዝመጽእ እዩ።

## "ርእሲ ጥራይ ኣኻሊ ኣይኮነን፡ ትብዓት'ውን የድሊ"

ዓብይቲ ሳይንቲስት ልዕሊ እእምሮ ዘውንንዎ ካልእ ብልጫታት ኣለዎም። ሃሚንግ ከምዝበሎ "ትብዓት ምስ ኣከብካን ኣጉዳሲ ስራሕ ከምትሰርሕ ምስ ኣመንካን ክትገብር ትኽእል። ከም ዘይትኽእል እንተ ኣሚንካ ግን ዳርጋ ርጉጻት ኩይንና ከምዘይትገብር ክንእምት ንኽእል። ዓብይቲ ምሁራትን ተመራመርትን ኣብ ዘገርም ኩነታት ንቅድሚት ይኸዱ። ካብ ምሕሳብ'ውን ኣየቋርጹን።"

## "ኩነታት ስራሕካ ብግቡእ ምጥቃም"

ሃሚንግ ከምዝብሎ መብዝሕትኡ ሰብ ግቡእ ርድኢት ኩነታት ስራሕ ኣለዎ። ምኽንያቱ ክገልጽ ከሎ ሰባት ዝያዳ ዘፍርዩ ኩነታት ስራሕ ምቹእ ኣብ ዘይኮነሉ ጊዜ እዩ ይብል። ዓብይቲ ናይ ፊዚክስ ርኽበታት ኣብ ዘይምቹእ ናይ ስራሕ ኩነታት ዝተረኽቡ ምዃኖም'ውን ይገልጽ። "እቲ ሰፍ ጥራይ እዩ ንመሰርሒታቱ ዝወቅስ፡ እቲ ንፉዕ ስራሕተኛ ስርሑ ይቐጽል፡ ብዘለዎ ኸኣ ዝበለጸ ወጽኢት ክረክብ ይጽዕር"።

## "ብጻዕርን ኣድማዕነትን ስራሕ"

ከም መብዝሕትኦም ዕውታት ሳይንቲስት ዘካይድዎ ጻዕርን ዘለዎም ተበግሶን እንተዝህልወና ክሳብ ክንደይ ክፍሪ ከም'ንኽእል መገረመና። ሃሚንግ ዝ. ኣብዑት ክሁብ ከሎ "ፍልጠትን ኣፍራይነትን ዝተኣሳሰሩ'ዩ። ክልተ ሓደ ዓይነት ክእለት ዘለዎም ሰባት እንተዝህልዉ'ሞ እቲ ሓደ መዓልታዊ ንሓደ ሰዓት ዝያዳ ብዛዕባ ስርሑ ዝሓስብ እንተዝኸውን፡ ኣብ ናይ መሉእ ህይወቶም ፍርያምነት ዓቢ ፍልልይ ምሃለወ" ይብል።

## "ንሓሳባትካ ኣብ ሓደ እዋን እመንን ተጠራጠርን"

ዓብይቲ ሳይንቲስት ንዘይብሩህ ነገራት ክጻወሩ ዓቕሚ ዘለዎም እዮም። ንሓደ ክልሱሓሳብ ኣሚናም ይብጽሑ፡ ንዘለዎ ሕጽረታት ብምጥርጣር ከኣ ናብ ዝሓሸ ክልሱሓሳብ ይቕይርዎ። ሃሚንግ ከም ዘረድኦ "ሕጽረታት ምስ ነሊ ብጥንቃቐ ክንስዕቦምን ክንምርምሮምን፡ ኣብ መወዳእታ ኸኣ ክንገልጾምን ክንቅይሮምን ኣለና። እቲ ዝዓበየ ስነፍልጠታዊ ኣበርክቶ እዚ እዩ።"

## ኣደህባኻ ኣብ ኣገደስቲ ግድላት ዓውዲ ስራሕኻ ይኹን

ሓደ ካብ ዘገርሙ ሓቅታት፡ ተመራመርቲ ብሉጽ ወጽኢት ኣብ ዘየምጽእ ስራሕ ብዙሕ ካብ ጸዓቶም ዘጥፍኡ ምዃኖም እዩ። በንጻሩ ዓቢ ስራሕ ክሰርሕ ዝደሊ ሰብ "ኣብ ዓውደይ እቲ ኣጉዳሲ ግድል እንታይ እዩ? ኣበየናይ ግድል ይሰርሕ ኣለኹ?" ኢሉ ክሓትት ኣለዎ። ሃሚንግ ከምዝብሎ "እቲ ጉዳይ ቀሊል እዩ። ዓቢ ስራሕ ንኽትሰርሕ ኣብ ኣገደስቲ ግድላት ክተተኩር ኣለካ። ስለ'ዚ እዩ ኸኣ 'ግዜ ንዓብይቲ ሓሳባት' ዝብል ሕዙእ ጊዜ ዘማዕበልኩ። ኩሉጊዜ ዓርቢ ፋዱስ ብዘይካ ንዓብይቲ ሓሳባት ንኻልእ ከዕልል ጊዜ ክህብ ኣይደልን። ንኣብነት 'ኮምፒተራት ኣብ ሳይንስ ዝህልዎም ጽልዋ እንታይ እዩ?' ኢለ እሓትት።

## "ንግድላትካ ክትፈትሕ ወፋይ ኩን"

ግድላት ክፈትሕ መሉእ ተወፋይነት ዘይብሉ ተመራማራይ ብሉጽ ስራሕ ክፍሪ ኣይክእልን። ዝጠዝለ እዋን ናይ ፈጠራ ክእለት ኣብ ትሕትውነ ዝምዕበል ክእለት እዩ። ስለዚ ኣብ ግድላትካ ጥሒልካ ክትጻዩ ወይ'ውን ተወፊኻ ብቐጻሊ ክትሰርሕ ከለኻ፡ ትሕትውናኻ ዝ. ግድል ኣብ ምፍታሕ እዩ ዝጽመድ። ሃሚንግ ጸቡቕ ጌሩ ከምዝገልጾ፡ "ኣገዳሲ ግድል ክትፈትሕ፡ ኣተኩሮኻ፡ ውናኻን ሓሳብካን ብኻልእ ነገር ከምዘይዝረግ ይኸውን። ኣብ ከምዚ ኩነታት ዋላ ደቂስካ ከለኻ እቲ መልሲ ተሰሪሑ ይጸንሓካ"

## "ማዕጾኻ ወትሩ ርሒው ይኹን"

ማዕጾኻ ዓጺኻ ምስራሕ ንሓጺር ግዜ ዕውት ክዝበርካ ይኽእል ይኸውን። ኣብ ዝተናውሐ ግዜ ግን ካብ ኣገደስቲ ግድላት ከርሕቐካ ይኽእል። ማዕጾኻ ኣርሒኻ ምስራሕ ግን ዋላ'ኳ ምኩልላፍ ዘስዕብ እንተኾነ፡ ኣገደስቲ ኣንፈታት ብቐጻሊ ዘምጽእ'ውን እዩ። "ማዕጾኦም ኣርሒዮም ዝሰርሑ እቶም ኣብ መወዳእታ ዓብይቲ ስራሕ ዘበርክቱ እዮም።" ይብል ሃሚንግ።

## ሃብሮም

# “ኣብ መደብ ወይ ኣብ እምኒ ኮፍ እናበልና ንመሃር ነይርና..”

## ዶ/ር ዑቐበይ ክፍለእየሱስ

ዓንዶም ግርማይ (ወዲ-ደረስ)



ዶ/ር ዑቐበይ ክፍለእየሱስ ገብረስላሰ ብ1986 ደጉመመት ኣብ ዝብሃል ዓዲ ንኡስ ዞባ ዓረዛ ተወሊዳ። ናይ መባእታ ትምህርታ ኣብ ቤት ትምህርቲ ላዕላይ ዓዲ፡ ማእከለይ ደረጃ ኣብ ዓረዛ፡ ካልኣይ ደረጃ ድማ ኣብ ቤት ትምህርቲ ሳንጆርጆ-መንደፈራን ሳዋን ተኸታቲላ። ኣባል 17 ዙርያ ኮይን ሳዋ ዝወረደት ዶ/ር ዑቐበይ፡ ኣብ ሃገራዊ መልቀቒ ፈተና ማትሪክ ዝለዓለ ነጥቢ 3.88 ብምምዝጋብ ናብ ኮለጅ ዘእቱ ነጥቢ ሓፈሰት።

ዝቐጸለ ጉዕዞ ትምህርታ ድማ ናብ ኮለጅ ኣማዕደወት። ዝነበራ ልዑል ነጥቢ ተጠቒማ ድማ ናብቲ ጌና ብግዜ ህጻና እንከላ ሓኪም ናይ ምዃን ባህጊ ንምርዋይ ናብ ኮለጅ መዲሳካል ዶክትረይት ኦሮታ-ኣስመራ ኩነ። ድሕሪ ናይ 8 ዓመት ትምህርቲ ኣብ 2013 ብናይ ሓፈሻዊ ሕክምና ብዶክትሬት መዓርግ ተመረቓ። ብድሕሪ መመረቕትኣ ናብ ዞባ ሰሜናዊ ቀይሕ ባሕሪ ሆስፒታል ኣፍዓበት ተመዲባ ንኽልተ ዓመት ሞይኣ ዝፈቕዶ ብተወፋይነት ኣገልጊላ።

ኣብዚ እዋን'ዚ ዶ/ር ዑቐበይ ናብ ኣስመራ ተመሊሳ ኣላ። ናይ ሎሚ ጋሻ ሰንበትና እያ። ሰናይ-ንባብ፦

*** ከም መእተዊ ክኸውን መዓስ ኢኺ ትምህርቲ ጀሚርኪ?**

- ኣብ 1992። ኣብ'ቲ እዋን ኣብ'ቲ ከባቢ ድሕሪ ናጽነት ንመጀመርታ ግዜ ትምህርቲ ይኽፈት ብምንባሩ፡ ቁጽሪ ወድን ጓልን ዝተመጣጠነ እዩ ነይሩ። ዝጀመርኩላ ቤት ትምህርቲ ላዕላይ ዓዲ ኣብ እትብሃል ዓዲ'ያ። እታ ዓዲ ማእከላይ ቦታ ናይ'ቲ ብዓዲ ሃርፌ ዝፍለጥ ከባቢታት ኩይና፡ 7-8 ዝኾና ዓድታት ድማ ተጠቓልል። ከምዚ ክብለካ እንከለኹ ግን ዝተሰርሐ ቤት ትምህርቲ ኣይነበረን።

*** ኣብ ምንታይ ድኣ ትመሃሩ? ነይርኩም?**

- ገለ ነብርቲ'ቲ ዓዲ ዝኾኑ'ሞ፡ ገዲፈሞ ንኸተማ ናይ ዝኣተዉ መንበሪ ገዛ ኴንና ኢና ንምሃር ነይርና። ብተወሳኺ ኸኣ ብኸሻሹ ዝተሰርሐ መምሃሪ ክፍሊ ተወሲኽልና። ኮፍ መበሊ ስለዘይነበረ'ውን ብሓመድ ኣብ ዝተሰርሐ መደብ ወይ ከኣ ኣብ እምኒ ኮፍ እናበልና ኢና ንመሃር ነይርና። ካብ 1-5 ክፍሊ ከኣ ብኸምኡ ተማሂረ። ቀጺለ ኣብ'ቲ እዋን ማእከላይ ደረጃ ዝብሃላ ን6ን 7ን ክፍሊ ዘጠቓልል'ዩ ነይሩ። ነዚኣን ከኣ ኣብ ሓውሲ ከተማ ዓረዛ ምስ ምዕባይ ሓፍተይ ብምዃን ገዛ ተኻሪና እናተቐመጥና ኢና ተማሂርና። ቀዳመ ሰንበት ክኸውን ከሎ ግን ዓዲ ንኸይድ ነይርና። ናይ ካልኣይ ደረጃ ምስ ሓፍተይ መንደፈራ ቤት ትምህርቲ ሳንጆርጆ ተማሂርና። ስኮፕሊ ከኣ ካብ እግርና ኣይተፈልየትን።

*** ናብራ እስኮፕሊ'ሞ ከመይ ትገልጽዮ?**

- ሓቂ ንምዝራብ ምዕባይ ሓፍተይ፡ ኣኮይን ሓትነይን ወዲ-ሓትነይ 5 ኣባላት ሓንቲ ስድራ ብሓባር ኢና ንነብር ነይርና። ስለዝኾኑ ባዕላቶም እዮም ዝኣልዩኒ ነይሮም።

ምናልባት እዛ ሓፍተይ ምሳይ እንተዘይትኑበር ብዕድመ ንእሽቶይ ስለዝነበርኩ፥ 'እስኮፕሊ' ኳንካ ምምሃር ልዕሊ ዓቕመይ ምኾነ። ትምህርቲ ናይ ምቕጻልን ዘይምቕጻልን'ውን ኣብ ምልክት ሕቶ መእተዎ ነይሩ ኮይኑ ይስመዓኒ። ጥዑም ህይወት ሓሊፉ በጃኻ። ኣብ ሎሚ ኮይነ ክሓስቦ ከለኹ ኣዝዩ'የ ዝናፍቖ።

*** ኣብ'ቲ ግዜ'ቲ ዘይትርስዕዮ እንታይ ፍጻመ ትዝክሪ?**

- ዝገርመካ ኣብ'ቲ እዋን ዕድመይ 12 እዩ ነይሩ። ካብ ሰኑይ ክሳብ ዓርቢ ጽቡቕ ክመሃር እቕኒ'ሞ፥ ቀዳም ናብ ስድራይ ክኸይድ ምኽንያይ ስለዝርዳእ፥ ብምሕር ህንጥዮት ዝኣክል እበኪ። ምስኣም ቀንየ ሰንበት እንደገና ንዓረዛ ክምለስ ከለኹ ኸኣ ገዲፈዮም ኢለ እበኪ። እዘን ፍጻመታት እዚአን ክሳብ ሎሚ ዘይርስዐን እየን።

*** ክንደይ ዙርያ'ኺ ሳዋ ወሪድኪ ዶ/ር ዐቋቢይ?**

- ኣባል 17 ዙርያ።

*** ኣብ ትምህርትኺ ከመይ ነይርኪ'ባ?**

- 'እንዳቦይ ፍቓዱ ባዕሎም ይነኣዱ' ድኣ ኪይኩሲ'ምበር፥ ኣዝዩ በላሕ'የ ነይረ። ሰረት መንፍዓተይ ከኣ ካብ'ቲ ኣቐዲመ ዝበልኩኺ ምጥፋእ መሃይመነት ናይ 3 ወርሒ ትምህርቲ'ዩ ዝጀምር። ቀዳማይ ክፍሊ ኢለ ምስ ጀመርኩ'ሞ ተሓዚ ኣይነበረንን። ኩሉ ዝወሃበኒ ፈተና ተጋግየ ኣይፈልጥን። ኣብ 1ይ ክፍሊ ኸኣ ካብ ክፍለይ ጥራይ ዘይኮነ እንተላይ ካብ ዩኒት ቀዳመይቲ ወጺአ። ትምህርተይ እንታይ ኢልካዮ ኢኻ፥ ኣዝዩ ንፍዕቲ እየ ነይረ። ከም ውጽኢቱ ድማ ብዘይካ ኣብ 10 ክፍሊ ንሳኳ 4ይቲ ተርታ ዝወጻእኩላ ዝተረፈ 11 ዓመታት ምስ ካብ ዩኒት ዝወጹ ደማምረኻ ቀዳመይትን ካልኣይትን እናኾንኩ ብልጫታት እናዓተርኩ'የ ወዲአ። ዝገርመካ ንወለደይ ብዘይካ ኣብ 1ይ ክፍሊ ንሳኳ ናይ መጀመርታ መእተዊ ኮይኑ፥ ዝተረፈ ዓመታት ጥራዝ፥ ፒሮ፥ ርሳስ ኮታ ናውቲ ትምህርቲ ኣሕሊየዮም ኣይፈልጥን።

*** ምስ ብዙሓት ንፉዓት ደቂ-ኣስትዮን ደቂ-ተባዕትዮን ተወዳዲርኪ ካብ ዩኒት ቀዳመይቲ ክትወጺ ከለኺ እንታይ ይስመዓኪ ነይሩ? ሓለፉ'ኺ ነይርዎ ዶ?**

- እወ ሓለፉ ነይርዎ። ብፍላይ ኋል-ኣንስተይቲ እንተድኣ ካብ ዩኒት ወጺኣ ፍሉይ ህያባትን ከምኡ'ውን ብርኪት ዝበለ ናውቲ ትምህርቲ ይወሃባ ነይሩ እዩ። ብኸምዚ ኸኣ ብዙሕ ብልጫታት ዓቲረ እየ። ኣብ'ዚ ሓንቲ ነገር ኣላ ክሳብ ሕጂ ዘይርስዖ።

*** ቀጽሊ**

- ኣብ 6ይ ክፍሊ እዩ። ሓደ ኣዝዩ ንፉዕ መዋዳድርቲ መሓዛ ነይሩኒ። ሓደ መምህር ከኣ ኑቲ ዝነበረኒ መንፍዓት፥ 'እንታይ እዩ'ዩ፥ ደይ ክሳብ 8ይ ክፍሊ'ዩ። ድሕሪኡ ዘይጠነስኪ ክትምለሲ ኢኺ' ምስ በለኒ ብልቢ'ዩ ተሰሚዑኒ። 'እንታይ'ሞ ዘይ ምስ ማሓዙተይ ኩተባእሰኒ ኢኻ'ምበር ዕደ ሓመቕኩ' ብምባል ኒሕ ሐዚኑ። እዚ ማለት ከኣ ምስ'ቲ መሓዛይ ብሓባር ነጸንየ ዝነበርና ሎሚ ግን መታን ክቕድሞ ተሓቢአ ከጽንዕ'የ ማለት እዩ። ካብኡ ኑቲ መምህር፥ 'በል ሎሚ ዓመት ካብ ክፍልይን ዩኒትን 1ይቲ እንተዘይወጺአ ትምህርቲ ከቋርጽ ምኽንያይ ፍለጥ' ኢለዮ። ተፈኻኺርና መቶም። ሓሳብ ልበይ ሰሚሩለይ ንመውዳድርተይ ብበዙሕ ነጥቢ በሊጸ 1ይቲ ወጺአ።

*** ብልጽቲ እናኾንኪ ክትቕጽሊ እንታይን ከመይን ዝበለ ራኢ ስለዝነበረኪ እዩ?**

- ልክዕ ራኢ ነይሩኒ። እዚ ኸኣ ካብ ቅድሚ 1ይ ክፍሊ ካብ'ታ ናይ 3 ወርሒ ናይ ኣዚለ'ዩ ዝጀምር። ራእየይ ከኣ ዋላኳ ኣብ ዝተፈላለዩ መድረኻት ክኸውንም ዝደሊ ሓደስቲ ድሌታት ከም መምህር ናይ ቁጽሪ፥ ሲቪል ኢንጂነሪን … ናይ ምኳን ድሌታተይ ይኽሰቱ እንተነበሩ ሓኪም ናይ ምኳን ባህገይን ሕልመይን ግን ክሳብ መወዳእታ ኣይቀሃመን።

*** ስለምንታይ ግን ካብ ኩሉ ምርጫ ድሌታትኪ እታ ሓኪም ወይ ዶክቶር ናይ ምኳን ሓሳብ ሰዒራ?**

- ከምቲ ኣቐዲመ ዝጠቐስኩልካ ሓኪም ናይ ምኳን ድሌተይ ከምቲ ኣብ ላዕሊ ዝተጠቐስኩልካ እዩ። ኣብቲ እዋን ንመዕጸዊ ትምህርቲ ናይ'ተን 3 ወርሒ ተባሂላ ዝተዳለወት ድራማ ነይራ። ቀንዲ ትሕዝቶ'ታ ድራማ ኸኣ ብዛዕባ ትምህርቲ ዘይምምሃር ዘስዕቦ መዘዝ እትትርኽ እያ ነይራ። ንሱ ድማ ሓደ ሓረስታይ ወዲ ሓሚምዎ መድሃኒት ክምጽኣሉ ኢሉ ናብ ሕክምና ይኸይድ። ንእግሪ መንገዱ ኸኣ ዲዲት ይዕድግ። ብንባብ ክርዳእ ስለዘይክእል ሓንቲኣን ኣብ የማነይቲ ኢዱ፥ ሓንቲኣን ድማ ኣብ ጸጋመይቲ ኢዱ፥ 'እዚኣ ከኒና ናይ ወደይ፥ እዚ ዲዲት' እናበለ ንቤቱ እናተመልሰ፥ ኣብ መንገዲ ሓደ ሱብ ይረኽብ። ሰላም ክብል ከኣ ኑቲ ኣፋውስ ይሕውሶ። ንቤቱ ምስተመልሰ ኑቲ ዲዲት ይህቦ - እቲ ወዱ ይመውት። ካብዚ ግዜ'ዚ እዩ ጥቕሚ ትምህርቲ ዝርድኣኒ።

*** ኣብ 17 ዙሩያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ኢኺ ሳዋ ወሪድኪ። ቅድሚ ናብ ሳዋ ምውራድኪ ግን ኣብ መንጐ ትምህርትኺ ስድራኺ ከመርዕዉኺ ሓሲቦም ኣይፈልጡን ነይሮም ማለት ድዩ?**

- ናይ ድሓን ድኣ በዛ ሰንካም ሕቶ መጺእካ? ምሉእ መዓልቲ ጽቡቕ ውዒልካ ሕጂ ግናይ ገይርካ። (ሰሓቕ)

ሕቶ መርዓ ገና ካብ 5ይ ክፍሊ ናብ 6ይ ምስ ሰገርኩ ኋል 12 ዓመት እንከለኹ'ዩ ዝጀምር። ሓድ-ሓደ እዋናት'ውን ኣነ ኣብ ዘየለኹሉ መዓልቲ፥ "ብፍላይ ወላዲተይ፥ ናተይ ምህላውን ዘይምህላን ከይዓጠጣ፥ 'ንዓይሲ ንኽምርያ መን ዶ ሓቲቱኒ ነይሩ'ዩ? ብምባል መዓልቲ መርዓይ ዝተቖጽረሉ እዋናት ነይሩ እዩ። ምስ ሕቶ መርዓ ዝተተሓሓዙ ብዙሕ መስገደል'ዩ ተሓሊፉ፥ ኣይተዘርዛኽረኒ ግዳ።

ወይለይ ዘይረሳዕክዎ'ባ፥ ሃማደኤ ኣብቲ እዋን ትሕቲ ዕድመ መርዓ ኣትሪረን ይቃወማ ስለዝነበራ፥ ሓደ መዓልቲ ኣኼባ ተጉበረልና'ሞ፥ በስገዳድ ስድራኽን ከመርዕዉኽን እንተድኣ ደልዮም ንገራና። ንሕና ኸኣ ክንጣበቐልክን ኢና' ምስ በላና፥ ኣነ ኸኣ በዛ ሓሳብ ተኣማሚነ ሕቶ መርዓ ምስ በዚሓኒ ንወላዲተይ ንሃማደኤ ክነግረልኪ'የ፥ ክትእሰሪ ኢኺ።' ምስ በልክዋ ብመጠኑ ጽዕነት ተራጊፋለይ ይብለኒ።

*** ናብ ሳዋ ምስ ወረድኪ ኩነታት ከመይ ጸኒሑኪ?**

- ቤት ትምህርቲ 2ይ ደረጃ ዋርሳይ ይከኣሎ ሳዋ ኣባና'ዩ ተጀሚሩ። ስክፍታታት ወለዲ ነይሩ እዩ። ኣባና ግን ምስ ብጾትካ



ተደፋፊእካ ስለትኸይድ ድሓን'ዩ ነይሩ። ሕጂ'ውን ሓፍተይን ወዲ ሓትነይን ምሳይ ስለዝነበሩ ብሓባር ኢና ወሪድና። ኩሉ ነገር ክንቅበሎ ጸገም ኣይነበረናን። ኣብዚ'ውን መንፍዓተይ ኣይጐደለን። ካብ ክፍለይ ከኣ ቀዳመይቲ ወጺአ።

*** ማትሪክ ወይ ሃገራዊ መልቀቒ ፈተና ከመይ ትዝክርዮ?**

- ኣብቲ ግዜ'ቲ ናይ ክላስን ማትሪክን ካብ 100 ተደሚሩ እዩ ዝመጽኣካ ነይሩ። ምስ ተመቐለ ካብ 4 (ኣርባዕተ) 3.88 መጺኣለይ። ናይ ሳይኮሜትሪ ፈተና ገይርና ነይርና። ኣብኡ ኸኣ ኑቶም ዝቐረቡለይ ናይ 'መዲሰን' ሕቶታት ብዘዋግኣ ስለ ዝመለስክዎም መዲካል ዶክትራይት (MD) ክመርጽ ኣኺኢሉኒ።

*** ኣብ መውዳእታ 2013 ከምእተመረቕኪ ሓቢርክኒ ነይርኪ። ድሕሪ መመረቕታኺ ድኣ ኣበይ ተመደብኪ?**

- ኣብ ዞባ ሰሜናዊ ቀይሕ ባሕሪ ሆስፒታል ኣፍዓበት'የ ተመዲበ። ኣብኡ ኸኣ ንኣስታት 2 ዓመት ዝኸውን ከም ሓፈሻዊ ሓኪም ዶክተር፣ መዲካል ዳይረክተር'ቲ ሆስፒታልን ሓላፊት ጥዕና'ቲ ንኡስ ዞባ ኩይነ ኣገልጊለ። እዘን ዓመታት ንዓይ ምቁራት እየን ነይረን።

*** ኣብቲ ከባቢ ዝነበሩ ሕብረተሰብ ኩሎም'ኳ እንተዘይበልና መብዛሕትኦም ግን ተዛረብቲ ቋንቋ ዓረብ ወይ ትግረ እዮም። ሓኪም ድማ ብኹልንትንኡ ንሕሙም መሰሉ'ዩ ክቐርብ ዘለዎ። ጉዳይ ቋንቋ ከመይ ትብድህዮ ኔርኪ?**

- ብመሰረቱ ቋንቋ ስለ ዝፈቱ ብዙሕ ኣይተሸገርኩን። ምሳይ ዝተመደቡ ዶክተራት ነይሮምኒ እዮም። ብዘይካዚ ቋንቋ ትግረ ዝፈልጥ ነርስ መሳርሕትና'ውን ይሕግዘና ነይሩ'ዩ። ክገርመካ ኣብዚ እዋን ግን ንፍዕቲ ተዛራቢት ቋንቋ ትግረ ክኸውን በቒዐ ኣለኹ። ዓረብ ከኣ ቀቁሩብ።

*** ኣብ ሆስፒታል ኣፍዓበት ንኽልተ ዓመት ሞያዊ ስራሕኪ ኣብ ዘፅደክሉ እዋን ብፍሉይ ትዝክርዮ እንተሎ? ካብ ዘሐጐሰኪ ወይ ዘሕዘነኪ ክኸውን ይኽእል።**

- ዘሐጎሰኒ ሓደ እዋን፣ ሓሚመ እንከለኹ፣ እሞ ድማ ካልእ ዶክተር ስለ ዘይነበረ፣ 12 ሕሙማት ኣብ ዓራተይ ደቂሰ ርእየ። ዘሰደመመኒ ኸኣ ሓንቲ ብገመል ካብ ርሑቕ ቦታ ዝመጸት ነፍሰ-ጾር ሃንደበት መድመይቲ ኣጋጢምዋ ዝዓረፈት። እዘን ተዘክሮታት እዚኣን ናይ ኣፍዓበት እየን።

*** ኣብ ናይ ትምህርቲ እዋናትኪ ብፍሉይ ምስ መርዓ ዝተተሓሓዙ ጉዳይ ትዝክርዮ እንተሎ?**

- መቸስ ዝገበርካ ገይርካ ኩተዛርበኒ ሐኺኡ እንዲኻ ትብል ዘለኻ፣ ኣብ መውዳእታ 8ይ ዓመት ናይ ኮለጅ ትምህርተ'ዩ። ዶክተር ኮይነ ወዲአ እኳ'የ። ዓዲ ቀንጆ ክምለስ ከለኹ ወላዲተይ፣ ጥሕኒ፣ ቀሎ ከይቋጸረት ኣይትሰደንን'ያ። ሕጂ ከም ቀደማ ኩተፋንወኒ ከላ፣ 'ሃንደበት እዋይ ኣንቲ ዐቑበይ ጓለይ! ኩሉሳዕ ሳንጣ ክትስከሚ።' ትብለኒ። ኣበሃህልኣ ስለ ዘይተረደኣኒ ኣንቲ ኣደይ፣ ዘይበዓልኺ ዝቋጸርክለይ'ሞ፣ ተጣዒስኪ ዲኺ?' ኢለያ። 'ከምኡ ኣይኩነን። ካልኦት ዝባኻን ቈልዓ ይስከማሉ። ንስኺ ድማ 20 ዓመት ሳንጣ ክትስከምሉ። ኣቲ! ቁሩብ ኣይትሓስብን' ኣይትብለንን። (ሰሓቕ)

*** እሞ እንታይ ድኣ ተሰመዓኪ? ሕጂ ድማ እቲ ዝበጽሕ በጺሕኪዮ ኣለኺ። ሕጂ'ኸ እንታይ ትሓስቢ?**

- ብልቢ ሕልናይ ተንኪፋኒ'ዩ። ትምህርቲ ኣይውዳእን'ዩ። ግና ገለ መዕለቢ ገይረ ስለዘለኹሉ፣ ገለ ክገብር ኣብ ውሳነ ዝበጻሕኩ'የ ዝመስለ። እዕድመካ ኸኣ እኸውን።

*** መጻኢ መደባትኪ?**

- ናይ ህዝባዊ ጥዕናን ሕክምናዊ ስነ-ምምርምር ብቐዳማይ ደረጃ ስፐሻላይዝ ክበል። ቀጺለ ድማ ናይ መወልዳን ስፐሻሊስት ኩበል ከም መደብ ሰሪዐዮ ኣለኹ።

*** ኣብ መውዳእታ፣ ንስኺ ንተማሃሮ ኣሓትኪ እንታይ ኢኺ?**

- ካልኦት ብዙሓት ካብይ ንላዕሊ ኣብ ዝበጻሕ ዝበጽሓ ብሉጻት ኣሓት ደቂ-ኣንስትየቶ መሊኣን እየን። ኣነ ድማ ኣብ'ዚ እዋን ኣብ'ቲ ናይ መጀመርታ መሳልል እየ ዘለኹ። የግዳ ብመጠኑ ከም ኣብኦት ክኾነን ባህ ምበለኒ። በዚ ኣጋጣሚ ወለዲ ድሌታት ውሉዶም ከንብቡ እጽውዕ።

*** የቐንየልና፣ ኣብ ትሓስብዮም መደባት ዓወት ንምነየልኪ!**

ኣነ ባድኣ የቐንየለይ!

## ሕብረተሰብ መንእሰይ

# ዕዉት ዝምድና ንምምስራት

ጆሜትራ ደጀን ተኽለ

መብዛሕትኦም ዝምድናታት ሕጉሳት ክኾኑን ክምኡ ዝኽእሉ ኢና ንሓስቦም። ኑቲ ናይ ልብና ስብ ምስ ረኸብና ፍቕሪ ባዕሉ ከም ዝዓቢ ንኣምን። እንተኾነ ኣብ ዝምድና ኩሉ ነገር - ብደሆ፣ ሓጎስ፣ ዓወት፣ ውድቀት'ዩ ዝጎጥመና። ኣብ ህይወትና ካብ ንረኽቦ ተሞክሮን ትምህርትን ኣብ ዝምድና ንዘሎ ሓርጎጽጎጽ ቡዱሁ ዝበለጸ ውጽኢት ዝርከቦ ዝምድና፣ ከመይ ገይርካ ከም ዝህነጽ ዝሕብሩ ዳርጋ የለዉን። እዚ ኣርእስቲ ብተመኩሮ ማሕበራዊ ኣካብራና ብዘፈቐዶ መጠን ካብ ዕድሜና እንረኽቦ'ዩ። ዝ. መስርሕ ንምጅማሩ ዝሕግዙ ነጥብታት፦

### 1. **ዋሕዲ ዝምድና ዝበሃል የለን፦**

ኣብ ዘሃለኻ ሃለ፣ ክትምስርቶም እትኽእል ዝምድናታት መውዳእታ የብሎምን። ብዙሓት ፍቕሪ ውሑድ'ዩ ዝብል ኣተሓሳስባ ስለ ዘለዎም ምስ ዝገጠሞም ሰብ ልሕግ ኢሎም ፍቕራዊ ህይወት ዝመርሑ ኣለዉ። እዚ ዓይነት ኣተሓሳስባ ሰባት ምስኦም ምስ ዘይሰነ መጻምድቲ ክእሰሩ ወይ ኣብ ኣሻኸ ናብራ ክወድቁ ዝገብር'ዩ። ዝምድናታት ብዙሓት ምኳኖም ምርዳእ ኣገዳሲ'ዩ። ዘይብልካ እንተኾንካ ክህልወካ ስለ ዘይደለኻ ወይ ከይመጸካ ትርሕቕ ብምህላውካ ጥራይ'ዩ። በይንኻ ምኳን ስለ ዘፍርሓካ ጥራይ ኣብ ዝምድና ክትእሰር ወይ ካብኡ ከይትወጽእ ክትቃለስን ከኣ ንጥዕናኻ ጠቃሚ ከም ዘይኮነ ክኢላታት ይምስክሩ።

### 2. **መን ምኳንካን ሓቀኛ ድሌታትካን ፍለጥ፦**

ብዙሓት ፍቕሪ ክምስርቱ ከለዉ፣ መቐረት ህይወት ክረኽቡ ወይ ዝሓሸ ቅሳነት ክሰምዖም ኢሎም'ዮም ዝኣትውዎ። መጻምድቶም ሓልዮት ክርእዩዎምን ሓልፍነት ከውስዱዎምን ኣፍልጦን ክብርን ክህቡዎምን ዝደልዩ'ውን ኣይሳኣኑን። እንተኾኑ ኣብ ህይወት ዝለዓለ ኣገዳስነት ዘለዎ ነብስኻ ምፍላጥን ምኽባርን ብውልቅኻ ሕጉስ ምኳንን ክብርኻን ዕላማኻን ምፍላጥን'ዩ። እንተዘይኮኑ ኣብ እተካይዶ ዝምድና መስርሒ ካብ ምኳንን ተዋሒጥካ ካብ ምንባር ኣይክተምልጥም ኢኻ። ጥዑይ ዝምድና ብኽልተ ሰብ ዝግለጽ ኩይኑ ክልቲኦም ድማ ማዕረ ኣገዳስነትን ተሳታፍነትን ክህልዎም ይግባእ። ከምዚ ዓይነት ዝምድና ኩሉ ዘለካ ክትህብ፣ ክትውሰን ዘኽእለን ዝዕድምን ባይታ ኣለዎ።

### 3. **ሓቀኛ ምብህሃል ኣዘውትር፦**

ኣይፋል ናይ ምባል ክእለት ከየጥረኻ እወ ክትብል ኣይትኽእልን ኢኻ። ኣምስሉ ኣይትኹን። ምኽንያቱ፣ ብምስሉይነትካ ዝጸልኣካ ሰብ'ምበር ዝሕጉሰልካ ስለ ዘየለ። ንስለ ዕርክነት ጥራይ ጠቓሚኻ ዘኾነ ነገር ኣሕሊፍካ ኣይትሃብ። መሰረት ሕጉስ ዝምድና ክልተኣዊ ምኽባብርን ክፉት፣ ምቕሉል ምውሕሓጥን ዝረኣዮ ምብህሃልን'ዩ። ንዓኻ ዘገድስ እንታይ ምኳኑ ሕተት። ንመጻምድኻ ዝሃሰ ነገር ኣይትግበር።

### 4. **ንሰብ ክትቅይር ወይ ክተዋጥር ኣይትፈትን፦**

ንገዛእ ነብስኻ ሓዊስካ ንሰብ ከም ምርጭኡ ክነብር ሕደግ። መብዛሕትና ንዘኾኑ ሰብ ንምቕያሩ ወይ ንምውጣሩ ህሩፋት ኢና። እዚ ዕርክነት ዘይኮነ ምዝመዛ'ዩ። ብዙሓት ንሓደ ሰብ መጠኑ ዝሓለፈ ክንክን እንተገይርካሉ፣ ብዘመስለካ መገዲ ክትሰንዮ ከም ዝክኣል'ዩም ክኢላታት ስነ-ልቦና ዝገልጹ። እዚ ኣተሓሳስባን እምነትን ቅኑዕ ኣይኮነን። ንሰብ ከተዕብዮ'ምበር ክትልውጦ ናትካ ስራሕ ኣይኮነን። እቲ ትቕርቦ ወይ ክትቀርቦ እትደሊ ሰብ ሓቀኛ መንነቱ ፈሊጥካ ተቐበሎ። ብገዛእ ነብሱ ዝኣምን ሰብ ንነብሱ ክልውጣ እንተደልዩ ባዕሉ ክልውጣ ስለ ዝኽእል ክትገዕጽጾ ኣይትፈትን።

### 5. **ኣብ መንጎ ሓቀኛን ምስሉይን ዘሎ ፍልልይ ተረዳእ፦**

ልዑል መወናወኒ ወይ ተዛራፊ፣ ወናኒ ወይ ጽግዕተኛ ሰብ ስምዒት እንተለካ ፍቕሪ ኣይኮነን። እዚ ካብ 'ፋንታዚያ ዝበገሰ ሃይነይታ፣ ኣንነታዊ ተመስጦ ወይ ጽግዕተኛነት'ዩ።' ምቕሃም ፋንታዚያ ዘይተርፍ መስርሕ ምኳኑ ኸኣ ኣብ ከምዚ ዓይነት ሃዋህው ዝጸንሑ ሰባት ፍቕርም ከም ዘብቅዐ ይርድእዎ። እዚ ግና ምልክት ናይ ዘብቅዐ ፍቕሪ ዘይኮነስ ምልክት ምስሉይ ፍቕሪ'ዩ። ስለ'ዚ ኣብ መንጎ ሓቀኛን ምስሉይን ፍቕርን ፋንታዚያን ዘሎ ፍልልይ ክትመሃሮ ይግባእካ።

### 6. **ኣብ ካልኦትን ኣባኻ ዘሎ ጸጸቡቑ ተዓዘብ፦**

ንሰባት ተርእዮ ኣቀራርባ እቲ ኣብኦም ትዕዘቦ'ዩ። ኣብ ኣሉታዊ ጉድኖም ተተኩር እንተኾንካ ኣብ'ቲ ዝምድና ኣሉታውነት ክዓቢ ግድን'ዩ። እቲ ሰብ ኣብ ዘለዎ ጸቡቕ ነገራት ምስ ተተኩር ከም ዘይትፈልጦ ምስ እትገብርን ከኣ ዝበለጸ ውጽኢት ዝርከቦ ዝምድና ክትምስርት ትኽእል። ኣብ ገዛእ ነብሱ ዝሓሸ ርድኢት ዘለዎ ሰብ ኣሉታዊ ወይ ዘይትሰፋው ናይ ምኳን ተኽእሎኡ ዝውሓደ'ዩ። ክወድቕ ዘለዎ ተኽእሎ ኸኣ ኣዝዩ ድሩት'ዩ።

### 7. **ሕጊ ልዕልና፦**

ሰባት ክመጹና ከለዉ መርሓብ ንበሎም፣ እንተኸይዶም ግና ኣይንስዕቦምን ኢና። ዝኾነ ዝምድና ዕምሩ ዝተወሰነ ምኳኑ ተረድኣዩ። ሓቢርኩም ኣብ እትጓዓዝሉ እዋን ኣብ ሓድሕድኩም ምኽፋል፣ ታሕጓስን ታህዋኽን ተማዚርኩም ኢኹም። እዚ ምንጻግ ኣይኮነን። እዚ ዕቤትን ለውጥን'ዩ። ለውጢ ዘይተርፍን ባህርያውን'ዩ። ንለውጢ ከም ውድቀት ኣይትርኣዮ። ከም ክሳራ'ውን ኣይትቁጸሮ። ከድ ዝበል ሓሳብ ንዘመጹ ሰብ ክትመልኮ ኣይትሃቅን። መባልይትኻ ንዘኾኑ ሰብ ንግዚኡ ወላ እንተረሓቕካ ባዕሉ ምምላሱ ዘይተርፍ ምኳኑ ተገንዘብ። ኣብ ዝምድና እቲ ዝዓበየ ጥበብ ምስ ፈታዊኻ ብኸመይ ትፈላለ ምፍላጥ'ዩ። ሓደሽ ሰብ ኣብ ዝመጸካ እዋን መርሓብ ኢልካ ተቐበሎ። ካባኻ ክፍለ ኣብ ዝምረጸሉ ከኣ ምኽንያት ሓቲትካ፣ ንኹሉ ካብኡ ዝረኸብካዮ ብምምስጋን ድላዩ ክገብር ናጻ ግደፎ።

ነዞም ሓሳባት ኣብ መዓልታዊ ናብራኻ ብምውህሃድ ንእትምስርቶ ዝምድና ኣብ ምምእዛን ተጠቐመልም። ከም እትዕወት ድማ ክኢላታት ስነ-ልቦና ብርእሱተኣማንነት ይምስክሩ።

# እንታይ ትጽበዩ ኣለኺ!?

ሰንበት ብምንባሩ ናብ መርዓን ካልእ ማሕበራዊ ኢጋጣሚታትን ዝኸዱ ደቂ ተባዕትዮ ብብድላን ጸዕዳ ክዳንን ማዕረንም፣ ኣልባሮን ግሉብዮፔን ተሸቢሎሎን ብዘተፈላለየ ዝሕብሩ ዘርያን ጥልፍን ወቒበን ሸገን ናይ ዝብኣ ኣዴታትን ወይዘራዝርን ጸባቖ ከድንቖ ኑታ ብዘይዕረፍቲ ትዛረብ ዝበረት መሳርሕተይ፣ ከቕልበላ ኣይከኣልኩን። ጸባቖ መንእሰያትና እናተዓዘበኩ ሰቓ ክበል ኑብሰይ ስለዘይገበረለይ፣ ስምዒታ ማዕረ ክንደይ ከምዝኸድኦ ከይተረደኣኒ ኑታ ብኣንጸጸሮት ትዛረብ ዝበረት መሳርሕተይ፣ "ኩሉ ሳዕ ሰንበት ዘይከውን ጓለይ። ከምኡ እንተዝኸውንዚ ኸኣ ምስመድናዮ'ዶ ኸዚ ጸባቖ'ዚ" ኢሊያ። ካልኣ ዓዚዝዋ ዝበረ መሳርሕተይ ምንም ከይተገደሰት፣ "ኣንቲ እንታይ ገበርናኪ ጓለይ። ኣነ እኳ ኩልግዜ ጾም ክኸውን እየ ዝምህለል። ንስኺ ኸኣ ኣርኪብኪ ጸባቖ ባህላዊ ክዳውንትና መታን ከተድንቒ ኢልክስ፣ ሂወትና ናብ ገሃም ክትቅይርየ።"

ሰንበትን ገሃምን ደኣ እንታይ ኣራኺብዎም ኢለ ኩሓታ እናተዳለኹ፣ መሳርሕተይ ከይተገደሰት ዕላላ ቀጺላ፣ "ብቃ ሕጂ ኸኣ ጾመ-ታሕሳስ ተወዲኡ ኣይቀሃናን። ክገርመኪ ኣብ ውሽጢ እዚ ሒዝናዮ ዘለና ወርሒ ጥራይ፣ ሰለስተ ናይ ቀረባ ኣዝማድና መርዓ ክገብሩ እዮም። ማማ ጨርቃ ክትድርቢ ቁሩብ'ዩ ተሪፍዋ ዘሎ። ብቃ ኣተኹ ወጸእኩ፣ ተመርዓዊ ኮይኑ መውጽኢ ኣፋ።"

ክሪራቱ ገሪመኒ "እሞ ዘይተረደኣያ" ኢለ'ያ ክሪራቱ ቀሊል መሰሉኒ። መሳርሕተይ ምሳይ ምዕላል ትርገም ከምዝይብሉ ግዲ ተረዲእዋ ብጥርጣረ ጠሚታትኒ። ክሩነዋ ደው ብዘበልኩ፣ ናብ'ቲ ሰንበት ሰንበት ኣምባገሮ መርዓ ዝትከሎ ገዛኣ ክትከይድ ከምዝይትደሊን እንተተኻኢሉ ምሳይ ናብ ገዛይ ክትከይድ ከምእትደሊን እናተሰከፈት ሓቲታትኒ። ንመሳርሕተይ ካልእ መደብ ከምዘለኒ ምስናይ ይቕረታ ሓቢረ፣ ብዛዕባ እቲ ጉዳይ እናሓሰብኩ ጉዕዘይ ቀጺለ። ኣብ ጉዳይ መርዓ ደቂ ኣንስትዮ ኣዚና ወጹዓት ኢና እንተብልኩ ምግናን ኣይኮነን። ተፈጥሮን ባህልን ዘርዩና እዩ። ክንወልደሉ እንኽእል ናይ ግዜ ገደብ እቲ ቀንዲ ጸገም እዩ። ኣብ ርእሱ እውን ሕብረተሰብ ዝፈጥረልካ ጸቕጢ ክትጻወሮ ከቢድ እዩ።

ክሲ ዕድመ 20ታት ንመጻኢ'ኻ ዘናብረካ ትምህርቲ ትቕስመሉን መናበሪኻ ዝኸውን ሞያ ትመርጸሉን ንመጻኢ'ኻ ዝኸውን እምኑመሰረት እተንብረሉ ኣገዳሲ ዕድመ እዩ። ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ብዙተጉብሮ ናይ ግዜ፣ ገንዘብን ሓንገልን ወፍሪ ብምግባር ተወፍዩ ሰሪሑ ሃብቲ ዝደለበ ወዲ፣ ብሕብረተሰብ ብሓፈሻ ብደቂ ኣንስትዮ ድማ ብፍላይ ከም ፍሉይ ሰብ ተሓሰቡ ክኣድን ብሹሉ ክምኽሶን ይረኣ። ብተመሳሳሊ እታ ናይ መርዓን ውላድን መደብ ኣወዚፋ ተመሳሳሊ ዓወት ዘመዝገበት ጓል ኣንስተይቲ ግን ከም ጎደሎ፣ በዞምን ኣመዛዚና ዘይተሓሰበን ተቐጺራ ብሹሉ ትካየብ። ብሓጺሩ መምዘኒ ዓወት ደቂ ኣንስትዮን ደቂ ተባዕትዮን መፈላለዩ ሕንጻጽ ይግበረሉ። ንጓልኣንስተይቲ ተመርዒኻ ምውላድ ከም መግለጺ ዓወትን መንፈዓትን ክሕሰብ ከሎ፣ እቲ መዐደሪ ኣብ ደቂተባዕትዮ ግን ካልእ እዩ።

እቲ ካብ ኩሉ ዘተሓሳስቢ ሕብረተሰብና ኣብ ልዕሊ ሓዳር ዘይብለን ደቂኣንስትዮ ዘርእዮ ኣድልዎን ጸቕጥን እዩ። ብፍላይ ከምዛ ልዕል ኢለ ዝጠቐስክዋ መሳርሕተይ 20ታት እንተኣፋሪቓ፣ ሰብት ሰሰምታ ጉዳፎም፣ ስለምንታይ ዘይተመርዓኺ ኢሎም ከዋጥሩኺ፣ ሰኸፍታ ዝበዝሐ የብሎምን። ዝሓለፈ እዋን እንታይ ኬንኪ ዘይተመርዓኺ ምስ ተባህሉት፣ ቅጫ ዝመጸ ጎረቤተይ፣ "ዘይካበርክናኒ ኬንክን" ክትብል በቲ ሕቶ ማዕረ ክንደይ ከምዝተሰላቸወት ብዘተዘዋወረ መንገዲ ክትሕብር ምስ ሰማዕክዋ እቲ ኣርእስቲ ንብዙሓት ደቂ ኣንስትዮ ማዕረ ክንደይ ኣሰልቻዊ ኮይኑ ከምዘሎ ክርዳእ ክኢለ።

ሕብረተሰብና ኣብ ልዕሊ እታ ዘይተመርዓወት ጓል ኣንስተይቲ ርእይቶ ተገዲሎን ትሑት ክብሪ ከርእ ብዙሕ እዋን ተዓዚበ ኣለኹ። ብዙሕ እዋን፣ ኣብዚ ጉዳይ ቀንዲ ተዋሳእትን ሃንደስትን ደቂ ኣንስትዮ ባዕልና ምኳንና ድማ እቲ ዘገርምን ዘሕዝንን እዩ። ግዳ ሓቂ ክንዛረብ እንተኴንና፣ ወሊዳ ክትስዕምን ምውዳቕ ሓዳር ከተሕልፍን ዘይትደሊ ጓል ዳርጋ የላን። ብዘተፈላለየ ምኽንያታት፣ ኣብ'ቲ ብሕብረተሰብን ምኽኑይ ዝኾነ ግዜ ክትምርዖ ዘይምውሳና ዝፈጥረላ ጸቕጢ ባዕላዊ ጣዕሳን ንውሽጣ እናሳቐያ እናሃለወ ግና፣ ሕብረተሰብ ኣብ ርእሳ ተወሳኺ ጸቕጢ ክገብር ከሎ፣ ኣብ ልዕሊ እታ ጓል ኣንስተይቲ ዘስዕቦ ስነ-ኣእምሮኣዊ ነውጺ ኣብ ግምት ዘእትዎ ኣይመስለንን።

ተመሃሮ ኣብ ዝበርናሉ እዋን፣ ሓንቲ መማህርተይ ኣብ ዝጠለሰትሉ እዋን፣ ካብ ሰድራቤታን ከበባኣን ዝወረዳ ተጽእሎ ክሳብ ሕጂ እየ ዝዘርስዮ። ኣብዚ ለሚ እዋን ግን ጥንሲ ቅድሚ መርዓ ከም ሓደሽ ቅዲን መግለጺ ብልሓ ሓንቲ ጓል ኣንስተይትን ኮይኑ ይርከብ። ሓያሎ ኣዴታት ንደቀን ጠለሰን ክምርዓዋ ብዘተዘዋወረ መንገዲ ከተባብዓ መቸም ብዙሕ እዋን ተዓዚብኩም ትኾኑ። እዚ ግን ናይ ብሓቂ ብልሓ ድዩ። ኣብ'ዚ ሎሚ እዋን ጠለሰን ዝምርዓዋ ኣዋልድ ከም በላሕትን ንፉዓትን እየን ዝሕሰባ። እዚ መግለጺ ብልሓ ሓንቲ ሄዋን ክኸውን ምኽኑይ ድዩ? ብርግጽ ብዙሓት ደቂ ኣንስትዮ ምስ ኩሉ ሓደጋታቱን ሳዕቤናቱን ቅድሚ መርዓ ክጠንሳ ዘገድደን ኣብ ልዕሊኣን ዝወርድ ጸቕጢ ሕብረተሰብ እዩ።

ኣዴታት ኣብ ልዕሊ ደቀን ክምርዓዋ ዝዖዳ ኣቦታት ጸቕጢ ዝገብራሉ ምኽንያት፣ ኣዴታት ባህርያት ደቂ ተባዕትዮ ኣድቂቐን ካብ ምፍላጥ ዝተላዕለ እዩ። ካብ ቤት ትምህርቲ ጀሚሮም ን10ታት ዓመታት ኮለል ኩቡሉ'ኻ ሓሚጸም፣ ጥዑሎጂካዊ ሰዓትካ ክሳዕ ምስ ኣስተብሃሉ ልብኻ ሰቢሮም ዝሽረቡ ደቂ ተባዕትዮ ምረኣይ ልሙድ እዩ። ንጓንካ ሓዲግ ሰማይ ሓዲግ ምድሪ ገይሮም፣ ክወልድዋ ምስ ዝኽእሉ ተመሃሪት ካልኣይ ደረጃ ክምርዓዉ እናረኣያ እምባኣር እየን፣ ኣዴታትና ደቂ ኣንስትዮ ደቀን ቀልጢፈን ንኽምርዓዋ ዘይተኣደን ጸቕጢ ክገብራ ዝረኣያ። ኣብዚ ደቂ ተባዕትዮ ተሓተትቲ ንምግባር ኢለ ኣይኮንኩን። ዘርካ ዘርካ እቲ ጸገም ኣብና ኣብ ደቂ ኣንስትዮ ይዓዝዝ። ደቂ ኣንስትዮ ሓደ ካብቲ ዘይንቕበሎ፣ ወድና ወይ ሓውና ንእሹቶ ጓል እምበር መዛናኡ ወይ ምዕባዩ ክምርያ ዘይምድላይና እዩ። መዛናኡ ንዘተመርዓወ ሓውና ወይ ወድና መቸም ነፊዕካ ወይ ጸቡቕ ውሳኔ ወሲድካ ትብል ኣደ ወይ ሓፍቲ እንተሃለዋ ብኣጻብዕ ዝቑጸራ ጥራይ እየን ክኾና ዝኽእላ።

እቲ መፍትሒ እምበኣር ኣብ ኢድ እተን ንርእሲ ሰብኣይ ናብ ዝደሊያ መኣዝን ከቕንዕኦ ዝኽእላ ክሳድ ሓደ ሰብኣይ ዝኾና ኣዴታት እዩ ዘሎ። ደቅናን ኣሕዋትናን መዛኖኦም ክምርዓዉ ዘለዎ ብልጫታት እናነገርና እንተኣዕቢናዮም እዚ ኣሻቓሊ ኮይኑ ዘሎ ጉዳይ ብመጠኑ ምተቓለለ።

ንምጥቕላል ብርግጽ ወሊድና ካብ ጸቡቕ ድሌት ተበገሶም እዮም ኣብ ልዕሊ ደቆም ጸቕጢ ዝገብሩ። ዘስዕቦዎ ዘለዉ ጸቕጢ ማዕረ ክንደይ ሃሳዩ ከምዝኾነ ክርድኡን፣ እታ ጓል እውን ካብኦም ብዘይሓልፍ ናይ መርዓን ውላድን ባህጊ ከምዝለዋ ክኖ፣ዝበሉን ይግባእ። ምናልባት ከይርስዕዎ ምዝኽኻር የድሊ ይኸውን። ወግሐ ጸበሐ ምጭቕጫቕ ግን ንጽ ደኣ በልዎ።

ኤሊ ጉበረ

# ነዛዜፍቕሪ

ንብረት እምበር ኣካላት ፍቕሪ ፈቒድካ ንኻልእ ዚርከብ ኣይመስለንን ነይሩ። ብወረኺ ከይሰምየስ ኣባይ ምስ ተፈጸመ ዝገብሮ ኣይነበረንን። ከምዚ ናተይ ግና ሓንሳእን ንሓዋሩን እንተዚኸውን ኢለ ተስፋ ገብር።

"ንሳምሶንሞ ዓድምዮ ብሓደ ከነምሲ... ዝዛረቦ ንእሽቶ ዘረባ ኣሎኒ፣" ምስ በልኩዋ፣ ኣስቴር ብዙሕ ዝተዋሕጠላ ኣይመሰለንን። ምስ ተጻባእየይ ኰይኑ ዘሎ ሰብ ብሓደ ኣምስየ እንታይ ክብሎ ከም ዝኽእል ክትግምት ኣሸጊሩዋ ይኸውን። ኣብ ሞንጎ፣ ባእሲ ኣልዓልና ናብ ዘየድሊ ሳዕቤን ከይንበጽሕ እውን ሰጊኣ ቻኸውን። ደጋጊመ ነገር ደሓን ምኳኑ ምስ ነገርኩዋ ግና ኣብታ ዝበልኩዋ ሰዓትን ቦታን ቆጺራቶ።

ሳምሶን ንኣስቴር ኪምርዓዋ ዚቀራረብ ዘሎ፣ ካብ ኣመሪካ ዝመጸ እዩ። ሓንሳእ ምስ ረኣያ ከም ዝፈተዋ እዩ ዚሕብር። ንኣኣ ፈቲኑ ዓርኪ ከም ዘሎዋ ምስ ሓበረቶ ድማ ናብ ስድራኣ ከይዱ። ከም ኣቦኣን ኣደኣን ኰይና ዘዕበየታ ኣደኣ እያ። ወዳኢት ነገራ ምኳና እውን ንኽልቴአን ዝተኸወለ ኣይኰነን። ከም ኩሉ ወላዲ ጓለን ጽቡቕ ሓዳር ገይራ ካብቲ ዘደምበወን ሕሰም መነባብሮ ኪተውጽአን ሃንቀው ኢለን። ብኻልእ ግና ተቐርቂረን። ኣብ ሞንጎ ክልቴና ዘሎ ናይ መዋእልና ፍቕሪ ስለ ዘፈልጣ እንታይ ከም ዚምልሳ ጠፊኡወን። ካባይ ድማ ጓለን እንትርፎ በታ ክልቴና ዝሓለፍናያ ክርታትያ ናብራ ካልእ ቅያር ከም ዘይትረክብ ውዱእ እዩ። ይትርፍ ንሳስ ኣነ እውን ናብራይ ዘመሓይሽሉ መገዲ ሓሲበ ፍታሕ ክረክብ ኣይከኣልኩን። እዚ ምስ ኰነ፣ ኣደ ኣስቴር ኣብ ብርከይ ተደፊአን ለሚነናኒ። "ክልቴኹም ማዕረ ደቀይ ኢኹም። ንዓናን ንዓኻን ክትከውን ተመርዕያ ወጻኢ ክትከይድ ፍቐደላ፣" ኢለን ብንብዓት እናተሓጽባ ተዛሪበናኒ። ከምኣ ሕማቕ መዓልቲ ውዒለ ኣይፈልጥን። ብወገነይ ፍቓደኛ ምኳነይ ዕረ እናጠዓመኒ ኣበሲረየን። ንሰን ንኣስቴርን ሳምሶንን ምስ ነገራኦም ድማ እቲ ነገር ብቕልጡፍ ኪሳልጥ ጀሚሩ። ሕጂ ከም ውዱእ ተወሲዱስ ጉዳይ መርዓ ኣብ ምቑጻር በጺሑ።

***

"ቦንሽታ እንዲኻ ኣውጺእካኒ ሓቀይ ... ናይ ፍቕሪ ቦንሽታ..." ኣይዋዛ ኣይኩራ ሌጣ ስምዒት ገይረ እየ ተዛሪበዮ። ኣብታ ክፍሊ ብዘይካ ሰለስቴና ካልእ ተወሳኺ ፍጡር ኣይነበረን። ካልእ ሰብ ከም ዘይሕወሰና እውን ካብቲ ገዛ ውሕስ ነት ረኺብና ኢና።

"እንታይ መሲሉካ ሳምሶን፣ ሎሚ ምሸት ኣነ እየ ዓዲመካ ዘለኹ። ናተይን ናይ ኣስቴርን ርክብ ንሸኻ ጥራይ ዘይኰነስ ዝኾነ ሓላፍ መገዲ ዚፈልጦ እዩ። መኣስ ተፋቒርኩም ኣይትበለና። ብዕድመ መሳቱ ኢና። ጎረባብቲ ድማ ኢና። ካብ እንርእአን እንፋለጥን ኣትሒዝና ምስ ተፋቶና ኢና። ዝሓለፈ ናይ 14 ዓመት ጉዕዞና ብሓደ ኢና ኣሕሊፍናዮ። ሕጂ ንሸኻ ክትምርዓዋ ትቀራረብ ኣሎኻ። ንመርዓኹም እድግፎ እየ። ናጻ ኰይነ ክርእዮ እንተፈቲነ ኣነ ኣብ ቀረባ ዓመታት ክምርዖ ኣይክእልን እየ። መነባብሮ ገዛና ኣመና ትሑት እዩ። ስድራይ ድማ ንኣይ ከመርዕውስ ይትረፍ ንባዕሎም እንታይ ከም ዚበልዑ እዩ ሓርቢቱዎም ዘሎ..."

ይከታተለኒ እንተሎ ከስተውዕለሉ ናብኡ ግልጽ በልኩ። ኣዒንቱ ዝያዳ ካልእ ግዜ ኣፍርዩ ምሉእ ኣቓልቦ ሂቡኒ ከም ዘሎ ኣረጋገጸለይ።

"እንታይ መሲሉካ... ናይ መፋነዊ ሓቢርና ከነዕልል እየ ጸዊዐካ። ምናልባት ከኣ ብዛዕባይን ብዛዕባ ኣስቴርን ክነግርካ ዝደሊ ነገራት ኣይሰኣንን ይኸውን። ናይ ክልቴና ኩነታት መነባብሮ ንፈልጦ ኢና። ሕጂ ንሸኻ ንኣስቴር ክትምርዓዋ ክትመጽእ ከሎኻ ከም ፍታሕን ጸበባን ኢና ንርእዮ። ሽሕ ግዜ ደኣ ክልቴና ንፋቐር እምበር፣ ንመጻኢ እንታይ ኣቕሚጥና ከም ዘሎና ንፈልጦ ኣይነበረን። ኻኸምስል ፍቕሪ ተመጊብና ክንከይድ ኢና እንተ በልኩ ኣጋንኖ ጥራይ እዩ ዚኸውን። ኣስቴርን ኣደኣን ድማ ነቲ ዝሓለፋኦ ናብራ ኪደግማኦ ኣይደልያን እየን። እቲ ሓቂ፣ ሓቂ እዩ። ዋላ ጾምና ሓዲርና ብፍቕሪ ክንነብር እንተ በልናስ ኩሉ ግዜ ብድሆ ኣሎ። ኻኸምስል፣ ከናብራስ ኣካላተይ ሰሊዐ ክህባ እየ እንተ በልኩ እውን ድሕሪ ሰሙን ኣካላተይ ኪውዳእ ምኳኑ እፈልጥ እየ። እታ ሓንቲ ዘይትውዳእ ፍቕሪ እያ። ንሳ ድማ ዘልኣለም ክዕቕባ እየ።"

ኣሳሳዩት መጺኣ ጠለብና ሰሚዓ ከደት። ኣነን ኣስቴርን ከም ወትሩ ጻዕዳ ማኪያቶ ጠሊብና፣ ሳምሶን ግና "ዊስኪ" ኢሉ

"ዊስኪ እንዶ ስተ፣" ክምስ ኢሉ ተወኪሱኒ። "ናተይ እንግዶት እዩ" ከይስከፍ ዝፈርሐ ይመስል።

"መስተ ኣይሰትን እየ። ተስፋ እገብር መቸም ንሸኻ እውን ኣመና ሰታይ ከይቸኸውን። ኣስቴር ዚሰቲ ሰብ ኣይትፈቱን እያ። ክትሓልየላ ጽቡቕ ይመስለኒ፣" በልኩዎ።

"ኖ... ደሓን እየ። ኣነ ከም እዞም ሰታያት ኣይኰንኩን። ኣብ ፍሉይ ኣጋጣሚታት እምበር፣ ቀጻሊ ኣይሰትን እየ። ደሓን ኣይትሰከፍ፣" ብኽምስታ መለሰለይ።

"ጽቡቕ። ቁሩብ ናይ ምጽሓፍ ዝንባለ ስለዘሎኒ፣ ኣብዛ ደብዳበ ነዊሕ ዛንታ ፍቕሪ ክልቴና ጽሒፈልካ ኣሎኹ። ዝበዝሕ ግና ነቲ ናብራኹም እንተ ኣቃለሎ ኢለ ኣስቴር ትፈትዎን ትጸልኦን ነገራት... እንታይ እሞ ክብለካ ሓፈሻዊ ጠባያ ዘርዚረ ጽሒፈልካ ኣሎኹ።" ኢለ ነታ ደብዳበ ሃብኩዎ። ኪኸፍታ እኳ እንተ ፈተነ፣ ኣብ ገዛ ኻሸንብባ ሓተትኩዎ።

ኣስቴር ሓንሳእ ኮፍ ኢላ ምስ ደነነት፣ ንኽልቴና ክትጥምተና ኣይከኣለትን። እንታይ ክዛረብ ደልየ ንሳምሶን ከም ዝዓደምኩዎ ስለ ዘይፈለጠት እውን ብዙሕ ሻቕሎት ነይሩዋ ይኸውን።

"ኣነ ንኣስቴር ጽቡቕ ዕድል እየ ዝምነየላ። ከምኡ ስለ ዝኾነ ኸኣ ተመርዕያ ናብራኣ ኩተመሓይሽ ፈቒደላ ኣለኹ። ንኣይ ናይ መ ጀመርታን መወዳእታን ኣፍቃሪተይ እያ። ኣልፋን ኦሜጋን ድዮም ዚብሉ ግሪኻውያን ... ኢለ ካብ መጻሕፍቲ ዘንበብኩዎ ወሰኽኩሉ። "ኣካላታ ካባይ እንተ ተፈልየ፣ ገና ብሓሳብ ምሳይ ክትነብር እያ።" ዝዛረቦ ዝነበርኩ ዘረባ ካብ መልሓሰይ ንውሽጢ ተሰትዩ ዓካር-ዓካራቶይ ሃሪሙ ዚምለስ ዝነበረ እዩ መሲሉኒ። በየናይ ውነ እዛረብ ከም ዝነበርኩ ኣይፈልጥን። ኣነን ኣስቴርን ዘይንፈልጦ ጋኔን ወይ መልኣኽ ዘረባ

ተጻዊኑኒ ዝነበረ መሰለኒ።

ኣብ ሞንጎ ዘረባይ እቲ ዝዛረቦ ዝነበርኩ ኑዛዜ ፍቕሪ ኣንፈቱ ጠፍኣኒ። ከምዚ ኢለ ኣብ ቅድሚ ኣፍቃሪተይ ነበርን ሕጁያን ምዝራብይ ምስ መን ከም ዝምደብ ንነብሰይ ኣደናገረኒ። መልኣኽ ፍቕሪ ኰይኑ ኣብ ዝለዓለ ጉኑት ድየ ክስቀል ወይስ ሕማቕ ኣፍቃሪ ተባሂለ ኣብ ኩሉ ዕላላት ክጥቀስ። እንተ ብሕማቕ እንተ ብጽቡቕ መማሞቒ ወግዒ ጣውላታት ክኸውን ምኳነይ ኣይሰሓትኩዎን።

“እንታይ መሲሉካ ሳምሶን ንኣስቴር እንተ ክኢልካ ፊልምታት ክትርኢ ፍቐደላ። ፊልም ምርኣይ ስለ ትፈቱ፣ ኣብ ሰሙን ሰለስተ ግዜ ሲነማ ኽይድ ኔርና። ክልተ መዓልቲ ኸኣ በረኻ ወጺእና ኣብኡ ተናፊስና ንምለስ። ካብቲ ወትሩ እንብህሎ እዋናት ኣብቲ በረኻ ወሲደ ዓው ኢለ ዛንታታት ከንብበላ ከለኹ እዩ። ሕጂ ግና ከምቲ ነንብቦ ዝነበርና ዛንታት ፍቕሪ ኣይከውንን እዩ። ኣብ መጻሕፍቲ ዘሎ ፍጹም ፍቕሪ ንኸንረክብ ኢና ሃሰው ንብል ኔርና። ኪድገም ዘይከኣል እዋናት እዩ ሓሊፉ። ሰፈር ጻድቃናት ፍቕሪ እንተልዩስ ብዘይ ጥርጥር ምጸደቕና።”

ዘረባ ተዓጊተ ደው በልኩ። ንብዓት ከም ዝቕጽርኩ ተፈለጠኒ። ሳምሶን እውን ስምዒቱ ተተንኪፉ ኪኸውን ኣሎዎ፣ ደነነ። ንኣስቴር ሰሪቕ ምስ ጠመትኩዋ ገጻ ሓቢኣ ንብዓታ ግና ኣብ ክዳና ይነጥብ ነይሩ። ነቲ ኩነታት ናብ ዋዛ መሰል ወግዒ ክቕይሮ ፈተንኩ፣ ኣይኮነለይን። ዝሓለፍናዮ ምቁር መዋእል ተዘርዚሩ ኣብ ቅድመይ ተገተረ። ክምለሶ እንተ ዘይከኣልኩ ክጸውየሉ ግና ደፋፍኣኒ።

“ሳሚ ሕጂ ግብሪ ፍቕሪ ክፈል ክብለካ ኣይመጻእኩን። ብዕድመ ካባኻ ኣመና እንእስ እየ። ኣብዚ ሰዓትዚ ክንምርያ ከም ዘይኽእል ርዱእዩ። መነባብሮ ኣስቴር ኣይጠፍኣንን። ዝሓዝኩዎ ዘይብለይ፣ ዓመታት ኣጸኒሒያ። በደለይ ኣይኮነን። እቲ ግዜ እዩ ዘይሓገዘኒ። ሕጂ ዝህበካ ህያብ የብለይን። ንኽልቴኹም ማለተይ እየ እምበር፣ ንኣኻስ ብዓቢኡ ንኣስቴር እየ ዝህበካ ዘሎኹ። ከም መግለጺ እምነተይ ግና ንሳን ክብረ ንጽህናኣን የረክበካ። ክሳዕ ግዜ መርዓና ከምኡ ኢልና ክንጸንሕ ኢና ወሲንና ኔርና፣ ኣይኮነልናን። ግና ኣየጣዕሰንን እዩ” ዘረባ ካብ ውሽጢ ተንኪፉካ እንተ ወጺኡ፣ ከመይ ዝበለ ሓይሊ ከም ዚህሉዎ ሽዑ እየ ፈሊጠ። ተዛሪበ ድምጸይ ነቲ ገዛ ኪመልኦ ከሎ “ብሓቂ ኣነ ድየ” እናበልኩ እጠራጠር።

“ጸገም የሎን ጆን። ከምዚ ጌርካ እባ ኣይተስተማስል። ገና ንእሽቶ እንዲኻ ዘሎኻ። ብሕጂ ድማ ብሩህ መጻኢ ኣሎካ።”

“ጽቡቕ ኣሎኻ። ኣነ እውን ስምዓት ተንኪፉኒ እየ ከምዚ ኢለ እምበር፣ እዚ ናይ ምፍናው እዋን ናብ ሓዘን ኪቕየር ኣይሓሰብኩን። ብጽቡቕ መንፈስ ወዲእና፣ ንዘልኣለም ድማ ኣሕዋት ኴንና ክንቅጽል ብምባል እየ ጸዊዐካ። ንኣስቴር እውን ከምዚ ጌረ ኣብ ስምዒት ከእትዋ ድላይ የብለይን። ካብዚ ዝነበረቶ ዝበልጽ ፍቕሪ እየ ዝምነየላ። ይቕረታ ግና... ሶሪ።”

ዝኣዘዝናዮ ጠለብ መጺኡ፣ እናሰተና ቀባሕባሕ በልና። ኣርእስትና ኪቕይር ዚኽእል ኣይነበረን። ነቲ ወጥሪ እንተ ኣህዳእኩዎ ኢለ፣ “ድሕሪ ሕጂ እንታይ እመኽረካ መስለካ” በልኩ፣ ድምጸይ ኣመና ረጊኡ ምንባሩ ንኣይ እውን ተፈለጠኒ። “ኣስቴር ክትኩሪ እንከላ ዋዛ እየ ዝነግራ። ሓንቲ ዛንታ ኣላ ክልቴና እንፈልጣ። ንኣኣ ዘኪረ ኣብ እዝና እንተ ቈንጥየያ ትስሕቕ ኢያ።” ኢለ ንኸርእዮ እዝና ተንከፍኩዎ እሞ፣ ዘይ ከም ካልእ እዋን ሓንሳእ ክምስ ኢላ ንብዓት ኣውሒዛት። ሳምሶን ግና ብመጠኑ ክምስ በለ።

“ሕጂ ብሓንሳብ ከለኹም መብጽዓ እተውለይ። ኣስቴር ትፈትዋ ስም ናሆም እያ። ቀዳማይ ውላድና ናሆም ክንብሎ ኢና ተሰማሚዕና ኔርና። ሕማቕ ኣጋጣሚ ኰይኑ ኣብኡ ኣይበጻሕናን። ሕጂ ግና ሓደራኻ ቦኽሪ ወድኹም ናሆም በሎ። ዕድል እንተ ሂብኩምኒን ርክብና መታን ኪቕጽልን ኣብዚ እንተ ተወሊዱ፣ ባሊግኑት ክሕዞ ፍቐዱለይ፣” ምስ በልኩዎም ንነብሰይ ደንገጽኩላ። ክሳዕ ክንዳኡ ዘርባዕባዕ ዝብል ኣይመሰለንን። እናተዛረብኩ ግና ንብዓት ጸረር ኣበልኩ። እቲ ዘንበቦ መጻሕፍቲ ግዲ ደፊኡኒ ኣብ ውሽጠ መጽሓፍ ዘሎ ሓደ ጠባይ ገይረ ንነብሰይ ሓሰብኩዋ። ንሓንሳብ ከኣ ንመራሕቲ ኣቴና ካብ ጣኢታት መልእኽቲ ተቐቢላ ትትርጉመሎም ዝነበረት ሰንሰለት ሰብን ኣማልኽትን ዝኾንኩ መሰለኒ።

“ይቕረታ ዘረባ ኣንዊሐልኩም። ዘልኣለም ዝተጓዓዝኩዎ መገዲ፣ ሕጂ ሃንደበት ምኽኣል ስለ ዝሰኣንኩዎ እየ ክንዲዚ ዘርባዕባዕ ዝብል ዘለኹ። ሳምሶን ኣብ ቦታይ ኴንካ ክትርእዮ ፈትን። ሕጂ ግና Let Just Kiss and Say Good Bye’ ድዩ ዝበለ ደራፊ። ንመጠረሽታ እዋን ብፍቓድካ ክስዕማ እሞ ካብኡ ንንዮ ናትካ እያ። ካብዛ ገዛ ክንወጽእ ከሎና እውን ክልቴኹም ኢኹም ብሓደ ቾኹዱ።”

ተንሲእና ተሰዓዓምና። ከንፈራ ምስ ለገብኩዎ ክፍለዮ ኣይከኣልኩን። ሕሉፍ፣ ህሉውን መጻእን ዓመታት ኣብ ሓደ ደቒቕ ዝተጠርነፉ መሰላኒ። ከይተረኸብና ክንደይ ዲና ጌርና? ንልዕሊ 200 ዓመት ተፈላሊና ዝነበርና ኰይኑ ተሰሚዑኒ። ኣብ ከናፈራ ደሪቕ ክነብር ወይ ድማ ምራቓ ኰይኑ ጎርዳዕ ኣቢላ ክትውሕጠኒ ኣይጸላእኩን። እምበርዶ ምፍልላይ ክኽእሎ እየ? ከይተበገስኩ ሰንደልደል ኢለ። ሰብኣይ ኰይኑ ዓጢቕ ከም ዘይተለዓልኩ፣ ሕልናይ ፈቒዱ ከሎ ኣካላተይ ምፍላይ ኣበየኒ። ኣስቴር እውን ከምኡ። እዚ ኹሉ ዓመታት ክንዳኣ እትምቅር ስዕማ ተሰዓዒምና ንፈልጥ ኣይመስለንን። እታ ናይ ደቓይቕ ናብ ዘልኣለም ክትቅየረልና ተመነኹ።

“ይቕረታ ጆን! ይቕረታ... ሶሪ... ይቕረታ ኣስቴር... ኣነ ፍቕርኹም ክሳዕ ክንድዚ ኣይመሰለንን ነይሩ።” ኢሉ ሕጂስ ይኣኽለኩም ዝእንፍት ዘረባ ሳምሶን ተዛሪቡኒ። ድምጹ እዩ ኣበራቢሩኒ እምበር ኣበይ ከም ዝነበርኩ ፈጺመ ዘንጊዐ ነይረ። ልዕሊ ዝተጸበኹዋ ንኣስቴር ከም ዝሰዓምኩዋን ምፍላይ ከም ዝኣበኹን ጸኒሑ ተረዲኡኒ።

ካብ ሕቝፊ ኣስቴር ፍልይ ኢለ ንኽልቴኦም በብተራ ጠሚተዮም። ዘይሓሰብኩዎ ምሸት እየ ኣምስየ። ብሰላም ተፋኒና ሕውነትና ክንቅጽል ደኣ እምበር፣ ከምዚ ኢለ ምፍላይ ከቢዱኒ ዘርባዕባዕ ዝብል ኣይመስለንን ነይሩ። ውዑይ ምሸት ዝሓሰብኩዋ ዘይተጸበኹዋ ናብ ምስቁንቋን ምምራሓ ብደወይ ይቕረታ ሓቲተዮም። ብድሕሪኡ እንታይ ክገብር ከም ዝኽእል ሓሳብ ኣይነበረንን። ኣንፈተይ ንማዕጾ ቀኒዑ፣ ውሽጠይ ንኽወጽእ ደፊኡኒ።

“እሞ ሳሚ... እዛ ፍቕርተይ ተኸናኸና ኢኻ። ሓደራ ኣቀባጥረላ ኢኻ። እንታይ እሞ ክብለካ ደሊኻ... ጽቡቕ ጌርካ ሓዛ፣” ኢለዮም መሊአ ከይተፋነኹዎም ማዕጾ ከፊተ ብድሕረይ ዓጽየዮ ወጻእኩ። ገና ዘይበልኩዎ ዝተረፈኒ ዘሎ ስለ ዝመሰለኒ ግና ዕድል ከይሃብኩ እንደገና ማዕጾ እታ ዝነበርናያ ክፍሊ ፍቕቕ ኣቢለ ብዝበረኸ ድምጺ ነዚኣ ደገምኩ፦

“ሓደራኻ ተኸናኸና ኢኻ! ኣቀባጥረላ ኢኻ!”

# ሕግን ስነ-ምግባርን

ሚኪኤል ጺጋይ

## "ኣይውላደይን'ዩ"

ኣብ'ዛ "ዘይወለደ ተዘምተ" ዝበሃለላ፡ ዘይወለደ ዝቓዝነላ፡ ዝሕልሕል ዝበለ ህይወት ዘሕልፈላ ገለ ድማ ካብ ከምዚ ቅዛነት ንምግልጋል ብጡብነት ቈልዓ ኣዕብዩ ዉላዱ ዝሓቑፈላ ዓለም፡ ንዉላድ ብኣይናተይን ብናትካባ ዝማጐቱ ወገናት ምህላዎም'ውን ይስማዕ። ናይ ዉላድ ወይ ናይ ኣቦነት ክርክር ዝስዕብ ምትእምማን ካብ ዘይብሎም ሰብ ሓዳር ኣብ ዝውለዱ ህጻናት ወይ ድማ ሓሓሊፎም ጾታዊ ርክብ ካብ ዘዘውትሩ ዘይምርዕዎት ውላድ ምስ ዘጋጥም'ዩ።

ናይ ዉላድ ክርክር ብዕርቅን ሰምምዕን ክድቀስ ዝኽእል'ኳ እንተ'ኾነ፡ መብዛሕትኡ እዋን ኣብ ቤት ፍርዲ ብዝካየድ ምጉትን ብዝቐረብ መረዳእታን'ዩ ዝፍታሕ። ኣቦነት ናይ ህጻን ንምርግጋጽ ዝለዓል ክርክር ሲቪላዊ ጉዳይ ኰይኑ ናይ ላዕለዋይ ቤት ፍርዲ ስልጣን'ዩ።

ናይ ዉላድ ክርክር ሓደ ካብ'ቶም ንፈራዲኡ ይጭነቕ ዝበሃለሎም ዓይነት ክርክራት ምኻኑ ይፍለጥ። እቲ ምንታይሲ ጾታዊ ርክብ ብባህሪኡ ብሕቱው ወይ ስቱር ስለዝ'ኾነ ብመሰ'ኻ'ኽር ዓይኒ ዘይርአን ክምስከር ዘይክኣልን'ዩ። ከም ስርቂ፡ ቅትለትን ካልኦት ገበናትን ድማ ብናይ ቦታ ፍጻመ ገበን መረዳእታታት ማለት ኣሰራት ወይ ዝወደቑ ነገራት ተሓጊዝካ ክፍታሕ ዝከኣል ኣይኰነን። ከም መርመራ ዲ.ኤን.ኤ ዝኣመሰሉ ናይ ሳይንስ መርመራታት ንምጥቃም ድማ መሳርሒ፡ ቀማማትን ክኢላታትን ምቕራብ የድሊ። በዚ ምኽንያት'ዚ ኣቦ ህጻን ንምንጻር ከቢድ ይኸውን። በዚ ይኹን በቲ ኣቦ ህጻን ክውሰን ስለዘለዎ ግን ኣብ ዉሳነ ይብጻሕ ኢዩ። ፍርዲ ስለዝተዋህበ ግን ዕግበት ተረኺቡ፡ ኣቦን ህጻንን ድማ ብቐሊሉ ስነ-ኣእምሮኣዊ ምትእሳሳር ፈጢሮም ማለት ኣይኰነን።

ብሄራት ኤርትራ ኣቦኡ ኣብ ዘይተፈልጠ ህጻን ዘለዎም ኣረኣእያ ካብቲ ዛጊት ተገይሩ ዘሎ ሓደ ሓደ ኣፈናዊ መጽናዕቲ ንምርዳእ ይከኣል'ዩ። በዚ መሰረት ድማ ዳርጋ ኩለን ብሄራት ኣቦኡ ዘይተፈልጠ ወይ ዘይተቐበሎ ህጻን ክህሉ የብሉን ናብ ዝብል ዝዛዘወ እዩ። ስለዚ ድማ ብቐሊል መርትዖ ማለት እታ ኣደ "እዚ'ዩ ኣቦኡ" ዝበለቶ ወዲ-ተባዕታይ ኣቦ ይኸውን። ኣብ ገለ ብሄራት ህጻን እንተድኣ ኣቦኡ ክንጸር ዘይተኻኢሉ ወዲ እቲ ዝተወልደሉ ቀቢላ ኰይኑ ይዓብን ምሉእ መሰል ይህልዎን።

ኣብ ዘመናዊ ሕግታት'ውን ኣቦነት ኣብ ምውሳን ዘሎ ኣረኣእያ ካብዚ ያታዊ እምነትን ኣመላ'ኻ'ኽታን ብዙሕ ዝፍለ ኣይኰነን። ኣብ ስራሕ ዘሎ ሲቪላዊ ሕግና ዉላድ ኣቦኡ ን'ኽንጸር ንምስክርነት ናይ'ታ ኣደ ዓቢ ግምት ይወሃቦ። ኣደ ቈልዓ ነቲ ከም ኣቦ ዝ'ኸሰሶ ንምርታዕ ክልተ መረዳእታታት ጥራይ ትሕተት።

1. ኣቦ ናይ'ዚ ቆልዓ "እዚ ኢዩ" ኢላ ን'ኽትምስክር

2. ኣብ'ቲ ድቂ ዝሓዘትሉ እዋን እዚ ከም ኣቦ ዝጠቐሶ ሰብ ምስኣ ስጋዊ ርክብ ክፍጽም ኣጋጣሚ ከም ዝነበሮ ወይ ድማ ከም ዝፈጸመ ዝእንፍት ወይ ዝእምት መረዳእታ ክተቕርብ።

ብመሰረት ኣብ ቁጽሪ 2 ዘሎ መረዳእታ፡ ዝእምት መርትዖ ማለት እቲ ከም ኣቦ ዝተረቕሐ ሰብ ኣብቲ እታ ኣደ ድቂ ዝሓዘትሉ እዋን ምስኣ ዝምድና ከም ዝነበሮ ዘረድእ መርትዖ ማለት እዩ። እዚ ድማ ኣብቲ ዝተጠ'ቕሰ እዋን ሓቢሮም ይዘሩ ከም ዝነበሩ ወይ ናብ ሓደ ናብ ገዛ ናይቲ ሓደ ይ'ኸይድ እንተነይሩ ወይ ካልእ ምቅርራቦም ዘርኢ ነገራት (ፍ'ቕሪ፡ ዕርክነት፡ ምልዉዋጥ ደብዳቤ...) ከም መረዳእታ እንተቐሪቡ ቤት ፍርዲ ዝእምት መርትዖ ረኺቡ ኣሎ ማለት'ዩ። ስለዚ ምናልባት እቲ ኣቦ ንኑብሱ ክከላ'ኸል ኣብ ዝተዋህቦ ዕድል ዝዓዘዘ መርትዖ ኣ'ቕሪቡ፡ ንምስክርነት ናይ'ታ ኣደ እንተዘይኣፍሪሰዎ፡ ቤት ፍርዲ ነቲ ክሱስ፡ ኣቦ ናይ'ቲ ህጻን ከም ዝ'ኾነ ፍርዱ ይህብ።

ንምጉት ናይ'ታ ኣደ ዝሰዕር ብወገን ኣቦ ዝ'ቕረብ ዝዓዘዘ መርትዖ'ኸ እንታይ ክ'ኸውን ይ'ኽእል? ኣቦነት ክ'ቕበል ዝተ'ኸሰሰ ወዲ ተባዕታይ ነዞም ዝስዕቡ ነጥብታት ወይ ንሓደ ካብኣቶም ናብ ቤት ፍርዲ ኣ'ቕሪቡ ከረድእ እንተ'ኽኢሉ እቲ መጒተ ናይታ ኣደ ፍሩስ ይ'ኸዉን።

1. እቲ ወዲ ተባዕታይ ኣብቲ ናይ ድቂ ይ'ኹን ናይ ጥንሲ እዋን ምስታ ጓል-ኣንስተይቲ ጾታዊ ርክብ ክፍጽም ኣጋጣሚ ምስ ዘይነብሮ (ንኣብነት ህጻን ካብ ዝተወለደሉ መዓልቲ ጀሚሩ ናብ እዋን ድቂ ዝተታሓዘሉ ገጽካ ብምቑጻር ዘሎ 300 መዓልታት እቲ ወዲ-ተባዕታይ ኣብ ርሕ'ቕ ዝበለ መገሻ ወይ ዕስክርና እንተነይሩ ወይ ናይ ሕጊ እሱር እንተነይሩ...)

2. እቲ ወዲ ተባዕታይ ብም'ኽንያት

ሕማም ወይ ጉድለት ዋህዮ ዘርኢ ክወልድ ክም ዘይክእል (መኻን ምዃኑ) ሕክምናዊ መረጋገጺ እንተኣቕሪቡ

3. ካልእ ዘይተጠቕሰ ዝኾነ ኣእማኒ መረዳእታ ከቕርብ እንተኽኢሉ'ዩ።

ብዙሓት መንእሰያት ደቀ-ተባዕትዮ ብሕልፊ ድማ ካብ መርዓ ወጻኢ ጾታዊ ርክብ ዝፍጽሙ ወይ ዘዘውትሩ እንተኾይኖም ዘይዉላዶም ከይዕደሉ ዓቢ ስክፍታ ይስምዖም። ነቲ "ኣደ ዝሃበቶ ዉህብ'ዩ" ዝብል ከም መበገሲ ዝውሰድ መትከል ሕጊ ተቓውምኦም የስምዑ። እታ ኣደ ነዚ ዕድል'ዚ ተጠቒማ፡ ካብ ዘርብሓ ወይ ዘየሕፍራ ኣቦ ከም ዝወለደቶ ክትመስል እንተሓሰወትከ ይብሉ። ብሕልፊ ድማ ኣብ ሓጺር እዋን ምስ ዝተፈላለዩ ደቀ-ተባዕትዮ ጾታዊ ርክብ ከም ዝፍጸማ ዝጥርጠራ ደቀንስትዮ እተን ስክፍታ ዘዛይዳ ኢየን። እንተኾነ ሕግን ሕብረተሰብን ንክርክር ናይ ኣቦነት ንምዕራፍን ህጻናት ብዘይኣቦ ከይተርፉ ንምርግጋጽን ክግበርዎ ዝኽእሉ እዚ ልዕል ኢሉ ዝተገልጸ ሕጋዊ መረዳእታታት ተኸቲልካ ኣብ ዉሳነ ምብጻሕ ጥራይ'ዩ።

ምናልባት ኣብቲ ያታዊ ይኹን ዘመናዊ ኣገባብ ሓንቲ ኣደ ሓንሳብ "እዚ'ዩ ኣቦ" ኢላ ምስ ዓደለት ሓሳባ ናይ ምቕያር ኩነ ንኻልእ ኣቦ ናይ ምዕዳል ተኽእሎ የብላን። ሕጊ ኣየፍቕደላን ኢዩ። ነዚ ተገንዚባ ኣብቲ ናይ መጀመርያ ዕድላ ነቲ ቅኑዕ ምርጫ ክትወስድ ማለት ነቲ ህጻን ነቲ ናይ ብሓቂ ኣቦኡ ክትህብ ትጽቢት ይግበረላ። ብዝተረፈ ግን መንእሰያት ክልቲኡ ጾታ ኑብሰ-ግትኣት ምዝውታር፡ ኣብ ኪዳንካ ወይ ዕርክነትካ ምጽናዕ፡ ብጉጅለ ካብ ዝፍጸም ዓመጽ ምርሓቕ ወዘተ ዕሽሽ ከበሃል ዘይግባእ'ዩ።

# ኣብ ጽምብል መርዓ ቀለቤት ምጥላቕ ባህሊዶ ወይስ ሕጊ?

ካብ ወርቂ ይሰራሕ ካብ ኣልማዝ ወይ ብሩር፡ ቀለቤት ከም ምልክት መርዓ ወይ ምልክት ቃል-ኪዳን ኮይኑ ኣብ ኢድ ዝውደ ሸቦ ወይ ካትም ኢዩ። ቀለቤት፡ መጻምድቲ ኣብ ዕለት ሕጹኦም'ውን ዝዕድግዎ ወይ ዘጥልቕዎ ኮይኑ ቀንዲ ግዜኡ ግን መርዓ ክጸንበል'ከሎ'ዩ።

ቀለቤት ኣብ ብዙሓት ሃገራት ዝዘውተር ኮይኑ ቀለቤት ከም ምልክት መርዓ ኣበይን መኣስን ከም ዝተጀመረ ንኽንጸር መጽናዕቲ ይሓትት። ይኹን'ምበር ዝተፈላለዩ ህዝብታት ኣብ ቀለቤት ዝተፈላለየ እምነታት ነይርዎምን ኣለዎምን።

ብጥንቲ ዝዘውተር ዝነበረ ቀለቤት ካብ ሓጺን ዝተሰርሐ ምንባሩ ይግመት። ሓጺን ዝተመርጸሉ ምኽንያት እቲ ምልክት ጽኑዕ መርዓ ዝኾነ ቀለቤት ብቐሊል ከይሰበር'ዩ። ሮማውያን ንቀለቤት መርዓ ኣብ ማእከላይ ኣጻብዕቲ ይወድይዎ ነበሩ። እዚ ዝገብርሉ ምኽንያት ድማ ካብ ማእከላይ ኣጻብዕ ናብ ልቢ ገጹ ዝዉሕዝ ደቂቕ ኣርተሪ ወይ ናይ ፍቕሪ ሸይን (ሱር ደም) ከም ዘሎ ይኣምኑ ስለዝነበሩ'ዩ። እቶም ሓደስቲ ተጻመድቲ ቀቀለቡቶም ኣብ ማእከላይ ኣጻብዕ ምስ ዘጥልቕዎ ድማ ብፍቕርን ጽሕፍቶን ናብ ሓደ ይጽንበሩ ዝብል እምነት ነበሮም፡

ተጻመድቲ፡ ቀለቤት መርዓ ዘጥልቕሉ ምኽንያት ብህይወቶም ክሳብ ዘለዉ እቲ መርዓ ጽኑዕ ወይ ዘልኣለማዊ ንክኸውን'ዩ። ስለዚ እቲ ቀለቤት ካብ ምንታይ ይስራሕ ኣገዳሲ ነበረ። ኣብ ማእከላይ መዋእል፡ ኢጣልያውያን ናይ ሕጹኦም ቀለቤት ካብ ማዕድን ኣልማዝ ክስራሕ ይመርጹ ነበሩ። ኣልማዝ ዝመርጽሉ ምኽንያት ድማ ማዕድን ኣልማዝ ኣብ ሃልሃልታ ፍቕሪ'ዩ ዝርኩብ ወይ ዝፍጠር ዝብል እምነት ስለ ዝነበሮም ኢዩ።

ብዙሓት ሰባት ግን (ዋላ ዝተመርዓና'ውን እንተኾንና) ስለምንታይ ናይ መርዓ ቀለቤት ከም እነጥልቕ ሓደን ዝተጨበጠን መልሲ የብልናን። እዚ ድማ በቲ ሰባት ኣብ ቀለቤት መርዓ ዘለዎም ዝተፈላለየ ኣተረጓጉማ ክረጋገጽ ይከኣል'ዩ። ንገለ ሰባት ቀለቤት ኣብ ዕለት መርዓ ምጥላቕ ማለት ቃል-ኪዳን ምእሳር ማለት'ዩ፡ ብኻልእ ኣዘራርባ እቲ ቀለቤት ማዕረ እቲ ማሕላ ወይ ቃል-ኪዳን ወይ ዉዕል ንወስዶ። ኣብ ገለ እዋን'ውን እቲ ንመርዓ ዝተዳለወ ቀለቤት ቃል-ኪዳን ተባሂሉ ይጽዋዕ'ዩ። ኣብ ካልእ ኣረዳድኣ ድማ ቃል- ኪዳን እቲ ብባህሊ ወይ ብሕጊ ወይ ድማ ብሃይማኖት ዝእቶ ዉዕል፡ ማሕላ፡ ቃል ወይ መብጽዓ ኮይኑ ቀለቤት ግን ከም ምልክት ወይ ትእምርቲ (symbol) ጥራይ ይውሰድ። ንኣብነት ኣብ ገለ እዋን ብምኽንያት ምርሳዕ ወይ ኣቓልቦ ዘይምሃብ ቀለቤት ከይተዳለወ ወይ ከይተቐረበ እንተዝጸንሕ (ኣብ ገለ ውራያት'ውን ዘጋጥም ኢዩ) እቲ መርዓ ንኻልእ እዋን ኣይምተቐጽረን ወይ ኣይምተሰናኸለን።

ብዙሓት ሰባት ቀለቤት ድሕሪ እዋን መርዓ'ውን ከም ናይ ምርዕዋት ምልክትን መከላኸልን ኮይኑ ናይ ምግልጋል ኣገዳስነት ከም ዘለዎ ይኣምኑ። እዚ ማለት ድማ ምርዑው ወይ ምርዕውቲ ብኻልኦት ደለይቲ መውሰቦ ከይሕተቱ ምናልባት ድማ ንዝሙት ዕድመ ከይቀርብሎም ከም መከላኸሊ ወይ ድማ ከም መልሲ ኮይኑ የገልግል ማለት ኢዩ። ይኹን'ምበር እዚ'ዉን ኣጠቓላሊ ሓቂ ኣይኮነን። ምኽንያቱ ድማ ዋላ እቶም ተመርዕዮም ኣብ ኣጻብዕቶም ቀለቤት ክህልዎም ዝግባእ'ዉን ኩሎም ቀለቤት ኣለዎም ማለት ኣይኮነን። ኣብ ሓደ ዕላል፡ ሓደ ንልዕሊ 20 ዓመት ኣብ ሓዳሩ ጸኒዑ ዝርኩቡ፡ ኣርባዕተ ቆልዑ ዝወለደ ኣቦ፡ ኣብ ኢዱ ዝርአ ቀለቤት ስለዘይነበሮ ንዝቐረበሉ ሕቶ ክምልስ ከሎ " ቀለቤት ኣብ ኣጻብዐይ ረሃጽ፡ ስሓ (ኣለርጂ) ስለዝገብረለይ ኣብታ ናይ መርዓና ለይቲ ምስ ኣውጻእክዋ ብድሕሪኡ ርእየያ ኣይፈልጥን ይብል።" ገለ ሰባት ድማ ናይ መርዓ ቀለቤቶም ከም ዝኾነ ንብረት እንተድኣ ጠፊኣ ዳግማይ ከስርሕዋ ወይ ክዕድግዋ ሸገርገር ዝብልሉ ምኽንያት ኣይርኣዩምን። ብኣንጻር ናይዚ ድማ ዘይተመርዓዉ፡ ዝተፋትሑ ወይ መጻምድቶም ብሞት ዝተፈለዮም'ዉን ኣብ ኣጻብዕቶም ቀለቤት ክህልዎም ይኽእል'ዩ። ስለዚ ቀለቤት ምጥላቕ ወይ ዘይምጥላቕ

ንምርዑዋት ወይ ዘይምርዑዋት ሰባት ክንፈላልየሉ ኣይንኽእልን።

መርዓ ወይ መውሰቦ ብመንገዲ ሃይማኖታዊ ሕግታት ክፍጸም ዝከኣል፡ ብመንገዱ ድማ ዝሕብሓብን ኣብ ጽሑፋት ዝሰፈረን ምኽንያት ከይዘንጋዕና፡ ብዛዕባ ግዴታታት ቀለቤት ከም ምልክት መውሰቦ ግን ኣብ ቁርኣን ኰነ ኣብ መጽሓፍ ቅዱስ ምዕራፍ ክንድዚ ቁጽሪ ክንድዚ ተባሂሉ ክጥቀሰሉ ዝስማዕ ኣይመስለን።

እቲ ቀለቤት ብወርቂዶ ብብሩር ወይስ ብኻልእ ይሰራሕ'ውን ናይ ባህልን ልምድን ጉዳይ'ምበር ሕጋዊ ወይስ ሃይማኖታዊ ትእዛዝ ኣይመስለን። ምኽንያቱ ድማ ብወርቂ ክስራሕ እንተዝመርጽ'ውን ብኣየናይ "ካራተ" ዝብል ሕቶ ምስዓቡ ኣይምተረፎን።

ኣብ መሰጋገሪ ሲቪላዊ ሕጊ ኤርትራ፡ ኣብቲ ናይ ስድራቤታዊ ሕጊ ምዕራፍ ብፍላይ ድማ ኣብ ኣርእስቲ ሕጸን መርዓን፡ መጻምድቲ ቀለቤት ክጥልቁ ከም ዝግባእ ዝጠቅስ ዓንቀጽ የልቦን። መርዓ ብባህሊ ወይ ብሃይማኖት ወይ ድማ ብምምሕዳር ክባቢ ክጽንበልን ሕጋዉነት ክለብሰን ዝከኣል ይኹን'ምበር ኣብ ኩሉ እቲ ኣጋባባት መርዓ ቀለቤት ኣይጥቀሰን ኢዩ።

ዓንቀጽ 604 ሲቪላዊ ሕጊ ብምምሕዳር ናይ ዝካየድ መርዓ ኣጋባቡ ዝገልጽ ኰይኑ፡

- እቶም ናይ መጻኢ ሰብኣይ ሰበይትን ምስ መሳኻኽርቶም ኣብቲ መርዓ ዝኾነ ዘይሕጋዊ ነገር ከም ዘየልቦ ይምሕሉን ይምስክሩን፡
- እቲ ኑቲ ጽንብል ዘፈጽም በዓል መዚ ካብቶም ናይ መጻኢ ሰብኣይን ሰበይትን ሓደ ኑቲ ሓደ ዝደልዮ ምኽንያት (ኣብ መርዐኡ ክጸንዕ ምኽንያት) ብብሓደ ቃል የእትዎም፡
- ቀጺሉ እቲ በዓል መዚ ብስም ሕግን ስርዓትን፡ እቶም መጻምድቲ ደጊም ቡቲ ዝተገብረ መርዓ ሓደ ከም ዝኾኑ ይገልጽ። ናቱ ሓላፍነት እንተኾይኑ ድማ ብኡ ንብኡ ኣብ ናይ መርዓ ክብሪ መዝገብ ይምዝግቦም።

ስነ-ስርዓት መርዓ ድማ ብኸምዚ ይፍጸም። ኣብዚ ዝጠቐሰ ኣጋባብ እቲ ሕጊ ንቀለቤት ዘይምጥቃሱ ኣገዳስነት ቀለቤት ባህላዊ ወይ ልምዳዊ ምኽንያት የረድኣና።

ካልእ ምጥላቕ ቀለቤት ልምዲ ምኽንያት ዘዘኪረና ድማ መጻምድቲ ብሕጊ ተመርዕዮምዶ ኣይተመርዓዉን ኣብ ዘከራኽረሉ እዋን ቤት ፍርዲ ቀለቤትኩም ኣበይ ኣሎ ብምባል ንቀለቤት ከም መርተዖ ናይ መርዓ ዘይሓትትሉ ምኽንያት ኢዩ። ከምቲ ልዕል ኢሉ ዝተገልጸ ድማ ኣብ ፍትሕ ዝበጽሑ ሰብኣይ ሰበይትን፡ እቲ ፍትሕ ብሽማግለታት ይውሰን፡ ጉዳይ ቀልዑትን ቀለቦምን'ዉን ይውሰን። ኣብ ብጽሒት ንብረት ድማ ክርክር ይስዕብን ዉሳነ ይወሃበሉን። "መርዓኹም ይፈርስ ስለዘሎ ኣብ ኢድኩም ዘሎ ቀለቤት ኣራግፉ" ክበሃል ግን ተሰሚዑ ኣይፈልጥን። ዝተፋትሑ መጻምድቲ መምስ ቀለቤቶም ክጸንሑን ድሕሪ ግዜ ድማ ምስ ካልእ መጻምድቲ ክዋሰቡን ዝዕንቅፍ ነገር የልቦን።

ኣብ መደምደምታ ናይ መርዓ ቀለቤት ምጥላቕ ባህላዊ (ልምዳዊ) 'ምበር ሕጋዊ ትእዛዝ ወይ ግዴታ ኣይኮነን ዝብል'ዩ። ናይዚ ጽሑፍ መልእኽቲ ናይ መርዓ ቀለቤት ምጥላቕ ባህሊ ስለዝኾነ ኣገዳስነት የብሉን ንምባል ኣይኮነን። ብኣንጻሩ ባህሊ 'ዉን ኣገዳሲ መመሓደርን መነባበርን ናይ ደቂ ሰባት ስለዝኾነ ኩሉ እቲ ጉዳኢ ዘይኮነ ባህሊ እንተላይ ኣብ ቃል-ኪዳን ቀለቤት ከም ምልክት መርዓ ምጥቃም ክቕጽልን ክኹብርን ከም ዘለዎ ንምምልካት ኢዩ። እንተኾነ ዋላ እቶም ኣብ መርዓ ቀለቤት ናይ ምጥላቕ ባህሊ ዘይብሎም ወይ ድማ ኣብ ክንዲ ቀለቤት ካልእ ኣገባብ ጽንብል ዝጥቀሙ ኣህዛብ'ዉን ባህሎም ክቡርን ኣገዳስን'ዩ።

# ስለምንታይ ካብ ሓዳር ወጻኢ ጾታዊ ርክብ?

ካብ ናይ መርዓ መጻምድቲ ወጻኢ ዝፍጸም ጾታዊ ርክብ ብዙሕ መጸወዒ'ዩ ዘለዎ። ዝሙት፡ ዙረት፡ ውሽምነት፡ ብወሰን ምዉላድ፡ ወዘተ። ኣብ ሕግን ሃይማኖትን ግን እቲ ዝሙት ዝብል ቃል ዓብላሊ ኢዩ። ዝሙት ካብ ናይ መርዓ መጻምድትኻ ወጻኢ ምስ ካልእ ተቓራኒ ጾታ ስጋዊ ርክብ ምፍጻም'ዩ።

ገለ ሰብ ሓዳር ደቂ ተባዕትዮ፡ ሰበይቲ መነባበሪ ገንዘብ ኣይጉደላ'ምበር ሰብኣይ ምስ ካልእ እንተኸደ እንታይ ገደሳ ወይ እንታይ ተበዲላ በሃልቲ'ዉን ኣለዉ። ብመሰረትዚ ሓደ ሰብኣይ ንሓዳሩ ካብ ከኣለን ንበዓልቲ ሓዳሩን ደቁን ብገንዘብ ካብ ኣለየን፡ ምስ ካልእ ጓል-ኣንስተይቲ ስጋዊ ርክብ እንተፈጸመ ወይ እንተወለደ ዘይእሙን ወይ ዘማዊ ክበሃል የብሉን ማለት'ዩ።

ሰብኣይ ካብ ሰበይቱ ሓሊፉ ምስ ካልእ ጾታዊ ርክብ ምስ ዝፍጸም ገለ ሰባት ነታ በዓልቲ ሓዳር ይወቕሱ። "ንሳ ብግቡእ እንተትሕዞ ንኻልእ ጠሚቱ" ዝብል ወቐሳ ናብኣ ይቐንዕ። ካብኡ ዝተበገሰ ይመስል ሓያሎ ጽሑፋትን ኣብ ዝተፈላለየ ኣጋጣሚታት ዝወሃቡ ጾታዊ ትምህርትን ኣብቲ "ሰበይቲ ብኸመይ ንሰብኣያ ተሕጉስ ወይ ብኸመይ ክትሕዞ ትኽእል" ኣድሂቦም ይጸሓፉን ከም ምህሮ ይወሃቡን። ኣብ ከምዚ ኣርእስቲ ዝወሃቡ ምኽርታት ድማ ሰበይቲ ተቑያቕት ከይትኸውን፡ ብዘጠቕምን ዘይጠቕምን ምኒን ከይትብል፡ ነብሳ ክትከናኸን፡ ኣብ ገለ ሃገራት ድማ ንጾታዊ ዕግበት ሰብኣያ ክትብል ኣብ ጾታዊ ኣካላታ ብሕክምና ክትገብሮ እትኽእል ለዉጥታት፡ ከምኡ'ዉን ኣብ ገለ ሕብረተሰባት ዝኽሰቱ ናይ ርሕሚ መስፈይቲ ወዘተ 'ዮም። ብሓጺሩ ጓልኣንስተይቲ ንኻልእ ምእንቲ ከይትጥምት በዓልቤታ ብኸመይ የሕጉሳ ዝመኽሩ ጽሑፋት እቶም ዝወሓዱ ምኳኖም ይግለጽ።

እንተኾነ ምርዑዋት ካብ ምስ መጻምድቶም ወጻኢ ጾታዊ ርክብ ዝፍጽምሉ ምኽንያትስ ብዙሕ'ዩ። ብዉሕዱ ድማ እዞም ዝስዕቡ ክጥቀሱ ይኽእሉ።

- ብሕጽረት ኣታዊ ዝተሃስየ ናብራ

ንምትዕርራይ ሰብኣይ ሰበይትን ናብ ስራሕ ዘወፍሩ ምስ ዝኾኑ ብሕልፊ ድማ ብምኽንያት ዓይነት ስርሖም ኣብ ቤቶም ብሓንሳብ ዘራኽብሉ እዋን ዉሑድ እንተኾይኑ ወይ ድማ ብምኽንያት ስራሕ ኣብ በበይኑ ዞባታት ወይ ከተማታት ዝነብሩ ምስ ዝኾኑ፡ ኣብቲ ዘለዉዎ ቦታ ሓደስቲ ዝምድናታታት የማዕብሉ።

• ኣብ ዕላማ መርዓን ጾታዊ መረዳእታን መጺኡ ዘሎ ለዉጢ'ዉን ከም ሓደ ነጥቢ ክጥቀስ ዝኽእል ኢዩ። መሰረታዊ ዕላማ መርዓ ዉላድ ምፍራይ፡ ምዕባይን ናብራኻ ምምራሕን ምኻኑ ርዱእ'ዩ። እዚ ዕላማ'ዚ ሕጂ'ዉን ኣገዳሲኳ እንተኾነ ኣብዚ እዋን'ዚ ግን መርዓ ተወሰኽቲ ዕላማታት እናሓዘ ይኸይድ ኣሎ። ንኣብነት ኣብ ዙረት መኻይድቲ ክህለወካ፡ ኣፍቃሪ ክህለወካ፡ ናይ ሓባር ስምዒትን ዝንባለታትን ክህልወካ፡ ጾታዊ ዕግበት ንምርካብ፡ ወዘተ ኣብ ግምት ስለዝኣቱ፡ እዚ ዳሕረዋይ ድሌታት ምስ ዘይማላእ፡ በዓልቤተይ ናይ ፍቕሪ ሰብ ኣይኮነን ወይ ኣይኮነትን፡ ብግልጽነት ኣየዕልልን'ዩ ወይ ኣይተዕልልን'ያ። ተመሳሳሊ ዝንባለ የብልናን፡ ኣብ ጾታዊ ርክባት ኣይተወሃሃድናን ወዘተ እናተባህለ እቲ ዝድለ ዕግበት ካብ ሓዳር ወጻኢ ይድለ።

• ዓበይቲ ከተማታት ዝሙት ክትመሃር ዝጸልዉን ዝሙት ፈጺምካ ክትሕባሎም እትኽእልን'ዩም። ኣብ ገጠራትን ሓውሲ ከተማታትን ግን ባህርያት ተጻመድቲ ብቀሊል ስለ ዝቓላዕ ወይ ዝተፈጸመ ስለዘይክወል፡ ብመቕርብካ ወይ ደቂ ዓድኻ ክትግናሕ ወይ ክትሕመ ተኽእሎ ስለዘሎ ወዘተ ነቲ ካብ መርዓ ወጻኢ ዝፍጸም ስጋዊ ርክብ ኣብ ምግታእ ብመጠኑ ይሕግዝ።

• ኣብ ማሕበራዊ ህይወት መጺኡ ዘሎ ለዉጢ ብሕልፊ ድማ ኣብ ደቀ-ንስትዮ ጾታዊ ርክብ ኣብ ምፍጻም እናተቐየረ ዝመጽእ ዘሎ ኣረኣእያን ካብ ማሕለኻ ናይ ቤተሰብን ከባብን ናይ ምውጻእ ሓርነት'ዉን ከም ነጥቢ ክጥቀስ ዝከኣል ኢዩ። ዝሙት ንሓዳር ዘዕኑ መንሽሮ ምኻኑ እናተፈልጠ ንዝተቐረብልካ ዘይሕጋዊ ዕድመ ብኣወንታ ምምላሽ ይርአ። ኋልኣንስተይቲ ካብ ገዝኣ ወጺኣ ኣብ ቦታ ስራሕ ስለእትርከብ ምስ ብዙሕ ዝባህርያቶም ደቂ-ተባዕትዮ ናይ ምፍላጥን ርክብ ናይ ምምስራትን ዕድል ኣለዋ። ምስ ናይ ቅድሚ 50 ወይ 70 ዓመታት ማሕበራዊ ርክባት ኣነጻጺርካ ናይ ሎሚ ኋል ኣንስተይቲ ጾታዊ ርክብ ናይ ምፍጻም ዝለዓለ ዕድል ኣለዋ። ብኻልእ ኣገላልጻ ኣብ ገዝኣ ብበዓል ቤታ ዘይሕጉስቲ ኋል-ኣንስተይቲ ነቲ ሓጉስ ካብ መሳርሕታ ከተማልእ እትኽእል ክመስላ ይኽእል።

• መጻምድቲ ብሕልፊ ድማ ወዲ-ተባዕታይ ኣብ ስራሕን ንግድን ጥራይ ብምድሃብ ወይ ብምኽንያት ነዊሕ ሕማም ወይ ማእሰርቲ ወይ መገሻ ወይ ዕስክርና ንሰበይቱ ዝገብሮ ኣድህቦ ምስ ዘይህሉ ወይ ምስ ዝቕንስ፡ መጻምድቱ ካብቲ ነዊሕ ተነጽሎ፡ ጽምዋ ንምግልጋል ናይ ካልእ ሰብ ልምዲ ከተሕድር ትኽእል።

• ሓደ ካብ'ቶም መጻምድቲ ካብ ሓዳሩ ወጻኢ ምስ ካልእ ዝዘወርን ገዝኡ ገዲፉ ዝሓድርን ምስ ዝኸዉን፡ እቲ ካልኣይ መጻምድቲ ድማ ንሱኳ ዘይገደፈ ንሳኳ ዘይገደፈት እናተበሃሃሉ ወይ ድማ ኣነ'ዉን ሕነይ ክፈዲ ኣሎኒ ካብ ዝብል ዘይቅቡል ሓሳብ ናብቲ ካብ መርዓኻ ወጻኢ ዝግበር ርክባት ክመርሕ የጋጥም። እዚ ተርእዮ'ዚ ኣብቶም ብዕድመ ንእስ ዝበላ ደቀንስትዮ ተመርዕዮም ክንሶም መጻምድተይ ካልእ ከይትምሃር ዝብል ስክፍታ ከየሕደሩ ናይ ሓዳር ዲሲፒሊን ዘይብሎም ይርአ። እታ ንእስቲ መጻምድቲ "ንሱኳ ብዓቢኡ



ዘይገደፈ ድአ ንዓይሲ እንታይ ኣቦይ ቀቲሉለይ” ክትብል ተኽእሎ ይህሉ።

• ኣብ ገለ ዉሑዳት ሰባት እቲ ናይ ሕጋዊ መርዓ ርክባቶም እናተዳኸመ ክኸይድ ከሎ፡ ቀዳማይ፡ ብልብን ኣእምሮን ኣብ ሓዳሮም ብዘይምህላዎም ካልኣይ ድማ እቲ መጻምድተይ ንኽቕበጽ ወይ ናይ ፍትሕ መበገሲ ንኽኸዉን ተባሂሉ ቀዳማይ ሓዳር ብሕጊ ከየፍረሱ ካልእ ጉናዊ ርክብ ይጅምሩ።

### ሳዕቤናት ካብ ሓዳር ወጻኢ ዝፍጸም ጾታዊ ርክባት

• መጻምድቲ ዝፍጽሞ ዝሙት ወይ ካብ ካልእ መጻምድቲ ምውላድ ነቲ ተበዳሊ ዓሚቕ ጓሂ ዘሕድርን ቃንዛ ሓንጉልን'ዩ። ሓደ ሞያዊ ሓደ ግዜ “ብዝሙት ዝተበደለ ሰብ ዝህልዎ ቃንዛ ልክዕ ምስቲ ብዘይ መደንዘዚ መሓዉሩ ዝቖረጽ ሰብ ዝመሳሰል'ዩ” ኢሉ። ተበዳሊ ከም ዝተኸድዐ፡ ከም ዝተናዕቐን ዝተታለለን ሰብ ገይሩ ንኑብሱ ይርእያ። ኣብ ገለ ገለ ኣጋጣምታት ድማ ዝሙት ብሕልፊ ብዉዕዩ ሴፍ ዘማዝዝ ወይ ዘቃትል ኩይኑ ንረኽቦ።

• ኣብቲ ዝተበደለ ሰብ ናይ “ኣይብቁዕን'የ፡ ክብሪ ዘይብለይ ዉርደተኛ'የ ትሕቲ ሰብ'የ ዝብል ዘይድለ ናይ ትሑትነት ስምዒታት የስዕብ።

• ብመጻምድቶም ዝተበደሉ ደቀ-ተባዕትዮ ህልኾም ምስቲ ንመጻምድቶም ዝደፈረ፡ ክብሮም ዘሕሰረ ወዲ-ተባዕታይ ኩይኑ ብጉነጽ ናይ ምፍታሕን ናይ ምብኣስን ኩነት ከርእዩ'ከለዉ፡ ጓልኣንስተይቲ ግን ደጊም “ተመንየ'የ፡ በዓልቤተይ ኣብ ልዕለይ ዝነበሮ ኣቓልቦ፡ ኣኽብሮትን ሓልዮትን ኣብቂዑ'ዩ ዝብል ስምዒት ይሓድራ። ስለዚ ሰበይቲ ኣብቲ ናይ በዓል-ቤታ በደል'ያ ተትኩር። እዚ ማለት ግን ኣብ ልዕሊ እታ ንበዓልቤታ ዘስሓተት ጓል-ኣንስተይቲ ቅንእን ጽልእን ኣይስመዓን ማለት ኣይኮነን።

• ምትእምማን ኣብ ዘይብሎም ሰብ ሓዳር ኩሉ ግዜ ናይ ዘይተደልየ ጥንሲ፡ ወይ ብተመሓላለፍቲ ሕማማት ናይ ምልካፍ (ንኣብነት ኣይድስ) ስግኣት ይስምዖም። ብርግጽ ድማ ብሕማም ዝተጉድኡ ስድራቤታት ከም ዘለዉ ኑብሲ ወከፍ ሰብ ነናቱ ትዕዝብቲ ክህልዎ ይኽእል።

• ዝሙት ኣንጻር ስኒትን ሰላምን ስድራቤታት'ዩ። ጠንቂ ፍትሕን ምዝንባል ቀልዑትን ድማ'ዩ። ፍትሕ ኑብሰ-ምትእምማንን ዘይብሎም ቆዙናት፡ ዘይሕጉሳት ቀልዑት ክዓብዩ ጠንቂ ይኸዉን። ካብኡ ሓሊፉ ድማ ኣብ መንጎ ክልተ ወለዶኛታታት ጽልኢ ረጽሚ ክሰዕብ ይኽእል። በዚ ከይኮነ ኣይተርፍን ዝሙት ኣብ ገበናዊ ሕግና ከም ግብረ ስጋዊ ገበናት ዘይኮነስ ከም ገበናት ኣንጻር ስድራቤት ተመዲቡ ወይ ተሰሪዑ ዝርከብ።

• ካብ መርዓ ወጻኢ ዝዉለዱ ህጻናት'ዉን ንቀጻሊ ህይወት ምቹእነት ዝፈጥሩ ኣይኮኑን። “ካብ ክልተ ውለድ ከይትሕጐስ፡” “ሰብኣይ ክልተ ኔው ነጀዉ ክብል ሞተ፡” ዝብሉ ምስላታት ምናልባት ነዚ ዘልዓልናዮ ኣርእስቲ ንምብራህ ሓገዝቲ ክኾኑ ይኽእሉ ኢዮም።

• ኣብ መንጎ ሰብ ሓዳር ዝሙት ምስ ዝፍጸም'ሞ እቲ ሓዳር ድማ ናይ ፍትሕ ኣንፈት ምስ ዝሕዝ እቲ ብዝሙት ዝተበደለ መጻምድቲ ነቲ ሓዳር ናይ ምፍራስ ወይ ምሕረት ክገብር፡ ፍትሕ እንተመጸ ኣብ መቕሊ ንብረት ብዝያዳ ክረብሕ፡ ኣብ ፖሊስ ምልክታ ዝሙት ብምቕራብ ድማ ንበዳሊ ብገበን ከቕጽዕ ወይ ክምሕር ኣብ ልዕሊ መጻምድቱ ስልጣን ይህልዎ።

ኣብ መደምደምታ ካብ ሓዳርካ ወጻኢ ጾታዊ ርክብ ምዝዉታርን መርዓ ዘስክምና ግዴታታት ዘይምሕላዉን ምስቲ ሕጉስትን ቅስንትን ስድራቤት ናይ ምምስራት ክብርናን ባህግናን ከምኡ'ዉን ኣብ ዕለታዊ ህይወትና ክህልወና እንጽበዮ ዉሽጣዊ ሰላምን ርግኣትን ዝኸይድ ኣይመስለን። ብዘይ ጥዑይ ስድራቤት ጥዑይ ሕብረተሰብ ወይ ሃገር ክህሉ ኣይከኣልን። ስለዚ ኣብ ህይወትና ቅኑዕ ምርጫ ናይ ምውሳድ ሓላፍነትን ብስለትን ንኑብሲ ወከፍ መንእሰያት ክልተ ጾታ ዝግደፍ ኢዩ።

### ዋዛ፡ ዘይእምንቲ ሰበይቲ

ሰብኣይ፦ ፍቕረይ እንተመይተሰ ካልእ ሰብኣይ ትምርዓዊዶ ትኾኒ?

ሰበይቲ፦ እዋእ.. እወ..ከምኡ ኢልካ ድኣ ይንበርዶ ኩይኑ !!

ሰብኣይ፦ እሞ ምስቲ ትምርዓውዮ ሰብሲ ኣብዛ ናይ ሕጂ ዓራትና ክትድቅሱ ኑብስኹም ይገብረልኩም?

ሰበይቲ፦ እወ ከምኡ ኢዩ ዝመስለኒ

ሰብኣይ፡ እሞ ብሓቕሰ ስጋዊ ርክብ ክትፍጽሙ?

ሰበይቲ፦ ከመይ ድኣ ሰብኣየይዶ ኣይኮነን!!

ሰብኣይ፦ እሞ ከምዚ ናተይ ብየማናይ ኢዱ ሓቝፉኪ'ዉን ክትዛወሩ ኢኹም ማለት ድዩ?

ሰበይቲ ፦ ኣይ!! ብየማናይ ኢዱኳ ኣይሓቝፈንን'ዩ። ምኽንያቱ ኣባ ግራይ (ዓኼላይ) ኢዩ።

# ሓንቲ ሕቶ ሓላትኒ

## ሕማም ግዜ መገሻ ብኸመይ ንከላኸሎ?

### ጾታዊ ርክብ ኣብ እዋን ጥንሲ

**ሕቶ፡- ናይ ክልተ-ወርሒ ነብሱጾር እየ። ነብሱጾር ኣብ ግዜ ጥንሲ ጾታዊ ርክብ ክትፍጽም ጸገም ኣለዎ ድዩ? ኣብ'ቲ ዕሸል ዝህልዎ ሳዕቤን'ከ?**

ረጂና ካብ ከረን

መልሲ፡- ነብሰ-ጾር ክሳብ ብኽኢልታት ጥዕና ጾታዊ ርክብ ንኸይትፍጽም ዝኾነ ይኹን መምርሒ ዘይተዋህባ፡ ኣብ ግዜ ጥንሲ ጾታዊ ርክብ ክትፍጽም ኣብ ጥዕናኣ ኾነ ጥዕና እቲ ዕሸል ዘምጽኦ ዝኾነ ይኹን ሳዕቤን የለን። እንተኾነ ብምኽንያት ድኻምን፡ ዕግርግር ምባልን፡ ለውጢ ኣብ ዓቕን ሆርሞናትን ብፍላይ ኣብ'ተን ቀዳሞት 14 ሰሙናት፡ ጾታዊ ድሌት እታ ጓል ኣንስተይቲ ክጎድል ይኽእል እዩ። እዚ ተርእዮ'ዚ ኣብ'ቲ ዝቕጽል ሰሙናት ናብ ንቡር ክምለስ ስለዝኾነ፡ ምስ ዕቤት ናይ'ቲ ጥንሲ ዝኸይድ ኣገባብ ጾታዊ ርክብ ክትፍጽም ዘጸግም የብሉን። ዘይምችኡነት ምስ ዘኸትል ድማ፡ ብናይ ክልቲኦም ተጻመድቲ ልዝብ ክውገድ ስለዝኽእል፡ ብግሉጽነት ምዝርራብ ኣገዳሲ'ዩ።

### ጾታዊ ርክብ ኣብ እዋን ወርሓዊ ጽግያት

**ሕቶ፡ ኣብ እዋን ወርሓዊ ጽግያት፡ ጾታዊ ርክብ ምፍጻም ዘኸትሎ ኣሉታዊ ሳዕቤን እንተትሕብሩኒ?**

ፍትሓዊት ካብ ኣስመራ

መልሲ፡- ብስነ-ፍልጠታዊ መርትዖ፡ ብዘይካ'ቲ ኣብ እዋን ወርሓዊ ጽግያት ዘጋጥም ዘይምችኡነት፡ ጾታዊ ርክብ ምፍጻም ዝኾነ ጸገም የብሉን። እንተኾነ፡ እቲ ዝካየድ ርክብ፡ ዘይውሑስ ኪኸውን የብሉን። ምኽንያቱ ኣብ ግዜ ጽግያት ዘይወሓሰ ጾታዊ ርክብ ምፍጻም፡ ንምትሕልላፍ ብጾታዊ ርክብ ዝመሓላለፉ ሕማማትን ኤች.ኣይ.ቪን ዘቃላጥፍ ኣብ ርእሲ ምዃኑ፡ ርሕሚ ጓል ኣንስተይቲ፡ ዝውሓደ ኣሲድ ስለዝህልዎ፡ ባክተርያን ፋንጋስን ዝብሃሉ ታህዋሲያን ከማዕብል ተኽእሎ ኣሎ። ካብ'ዚ ወጻኢ፡ ብውሑስ ኣገባብ ዝፍጸም ጾታዊ ርክብ ግና ብፍላይ ነታ ጓል ኣንስተይቲ፡ ነቲ ኣብ'ቲ እዋን ዘጋጥማ ቃንዛ፡ ጸቕጢ፡ ቀጨውጨው ምባል፡ ሕማም ርእሲ ወዘተ ከረጋግኣላ ከም ዝኽእል ክኢላታት ይሕብሩ።

### ጠቕምታት ምንባብ ባዮግራፊ

**ሕቶ፡- ምንባብ ሕጂ ይጀማምር ኣለኹ። ኣብ ህይወተይ ግብራዊ ለውጢ ንኸምጽእ ዝሕግዘኒ መጻሕፍቲ ኸኣ እየ ከንብብ ዝደሊ። ኣብ'ዚ መዳይ ባዮግራፊ ብዙሕ ክሕግዘካ ይኽእል ኢሎምኒ። ባዮግራፊ ምንባብ ጥቕምታቱ እንተትገልጹለይ።**

ሳምያ ነጋሽ ካብ ገጀረት ንእሽቶ

መልሲ፡- ንጽቡቕ ይኹን ንሕማቕ፡ ዘንብብናዮ መጽሓፍ ብገለ ደረጃ ከይቀየረና ኣይተርፍን'ዩ። ባዮግራፊ ወይ ሓቀኛ ዛንታታት ውልቀሰባት ምንባብ ካብ ዘለዎ ቀንዲ ብልጫታት፡ ኣጠማምታና ኣብ ዓለም ክሳብ ክንደይ ዝተደረተ ምዃኑ ከርእየና ዝኽእል ምዃኑ እዩ። ዝርዝራዊ ሓበሬታ ብዛዕባ ከማና ሰባት ኣብ ህይወቶም ዝወሰድዎ ምርጫታትን ዝሕለፍዎ መስገደልን ኣብ ነንበበሉ እዋን፡ ኣብ ዙርያና ዘለዉ ዕድላት ከነስተብህልን ብኸመይ ናብ ረብሓና ቀይርና ዕዉታት ክንከውን ከም ንኽእልን ይብርሃልና። ብሓጺሩ ዓወት ኣብ ህዋ ዘሎ ሓሳብ ዘይኮነ፡ ሓደ ተጨባጢ ነገር ከም ዝኾነ ክንርድኣ የኽእለና።

እቲ ኻልእ ብልጫ ምስ ታሪኽ ክተኣሳሰር ዝኽእል ምዃኑ እዩ። ታሪኻዊ ፍጻመታት ንህይወት ደቂ ሰብ ብኸመይ ከም ዝጸሉን ዝቕርጻ ዕድላትን ብድሆታትን ብምርኣይ፡ ኣብ ግዜና ንዘለዉ ተኽእሎታት ኩብርሃልና ይኽእል። እዚ ኸኣ ቅኑዕ ርድኢት ንኩብሮ ዘለና ጊዜን ታሪኻዊ ኩነትን ክህልወናን የኽእለና።

ብድሆታት ምግጣም ኣካል መስርሕ ህይወት እዩ። ታሪኽ ህይወት ከምዚኣቶም ዓይነት ሰባት ምንባብ እምበኣር ጸገማትና ብመንጽር ጸገማት ካልኦት ክንሪኦምን ብሰንኮም ካብ ድላይና ክንተርፍ ከም ዘይግባእ ክንርዳእ ንኽእል። ታሪኽ ህይወት ደቅ ሰብ፡ ደረት ኣተሓሳስባና ብምስፋሕ ዘለዉና ዕንቅፋታት ዝሰገሩ ምዃኖም ስለዘርኢ ንቐጻሊ ዓወት ዘእንፍት'ዩ። ምሉእን ኣዕጋቢን ህይወት ንኽህልወና ቅኑዓት ምርጫታት ንምውሳድ ድርኺት'ውን ይፈጥር።

### ሕማም ግዜ መገሻ

**ሕቶ፡- ብማኪና ኣብ ዝገሸሉ እዋን ዕግርግር ይብለኒ። ብሰንኪዚ ኣብ መገሻ ጽልኣት ኣሕዲሩለይ። ስለዚ ኣብ ግዜ መገሻ ዝስዕብ ሕማም ዕግርግርን ተምሳሲን ካብ ምንታይ እዩ? ብኸምይከ ክቑጻጸር እኽእል?**

ዓንቀጹብርሃን ወልደኣብ ካብ ዓዲኲላ

መልሲ፡- ኣብ ግዜ መገሻ፡ ብመኪና፡ ነፋሪት ወይ'ውን ብመርከብ ኣብ እትጉዓዘሉ እዋን ዚፍጠር ግዝያዊ ዘይምችኡነት ኩነት ጥዕና'ዩ። ከም'ዚ ዓይነት ተርእዮ ዚኸሰት ድማ ገያሻይ ገና ጉዕዞ ከይጀመረ ኸሎ ወይ ድማ በታ ዚጉዓዘላ መሳለጢ ኪብገስ ምስ ጀመረ፡ እቲ ዘይንቡርነት ወይ ዘይምችኡነት ይፍጠር።

ቀንዲ መበገሲ /ጠንቂ/ ናይ ከም'ዚ ዓይነት ግዝያዊ ናይ ጥዕና ጸገም፡ ኣብ ግዜ ምንቅስቓስ ብመኪና፡ ነፋሪት ወይ ድማ መርከብ ርክብ ጠሙት ዓይኒ ምስ ሓቀኛ ግዳማዊ ደረት ትርኢት /Horizon/ ግርጭት ኣብ ዚፍጠረሉ ህሞት ከም ዝኾነ ሕክምናዊ መረዳእታታት የገንዝቡ። በዚ ምኽንያት'ዚ ድማ ሚዛን ክፋል እዝኒ (centre of inner ear) ብቕጽበት ኣብ ሞንጎ ጠሙት ዓይንን ግዳማዊ ትርኢትን ግርጭት ተፈጢሩ ከም ዘሎ ናብ ሓንጎል መልእኽቲ የተሓላልፍ። ከም ግብረ-መልሲ ድማ ሓንጎል ነቲ እተፈጥረ ግርጭት ሚዛኑ ንምሕላው (Equilibrium)

ቃንዛ ርእሲ፡ ዕግርግር፡ ተምላስን ድኻምን የኸትል። ብፍላይ ተምላስ መዕገቲ ይስኣኖ። በዚ ምኽንያት'ዚ'ዩ ድማ ተገዓዝቲ ወይ ገያሾ ብመስኮት ክሳዶም ኣቐልቒሎም ቀጻሊ ኬምልሱ ዘጋጥሙና።

ስለ'ዚ እቲ ቐንዲ ምኽንያት ሕማም ኣብ ግዜ መገሻ (ብተለምዶ ተምላስ ኣብ ግዜ መገሻ) ጽልኣት ናይ'ታ መሳለጢ (መኪና፡ ነፋሪት መርከብ...) ዘይኮነስ ግርጭት ኣብ ሞንጎ ጠመተ ዓይንን ግዳማዊ ትርኢትን እዩ።

እቲ ካልእ ኣብ ግዜ መገሻ ብሰንኪ ሕማቕ ሽታ (ልኻይ፡ ሕማቕ ሽታ እግሪ... ረሃጽ ሱቡኮት) ዘጋጥም ዕግርግር ወይ ተምላስ'ዩ። ገለ ገለ ተሳፍርቲ ወይ ገያሾ ካብ ኣብ ጥቓኦም ኮፍ ዝበሉ ወይ እተጸግዑ ዘጽልእ ሕማቕ ሽታ ምስ ዚሽትቱ፡ ሓንጎል ነቲ ዘፈንፍን ሽታ (Neurotoxines) ብቐጽበት ኣለልዩ ሚዛን ውሽጣዊ ኣካል (Equilibrium) ንምሕላው ኣብ ዝወሰዶ ግብረ-መልሲ ተምላስ ከም ሳዕቤን ይኽሰት።

ነዚ ዝተጠቕሰ ጸገማት ኣመልኪቶም ዝተገብሩ መጽናዕትታት ከም ዘሕብሩዎ፡ ካብ ሓደ ሰሶ ክሳዕ ፍርቂ ተጓዓዝቲ ነፋሪት ብሕማም መገሻ ከም ዚሽገሩን፡ ፍርሕን ጭንቀትን ድማ ከም ኣጋደድቲ ረቛሒታት ንዕግርግርን ተምላስን ከም ዝኾኑ ይፍለጥ።

**ፍወሳን ኣገባብ ምክልኻልን**

ሕክምናዊ ሓበሬታታት ከም ዘረጋግጹዎ፡ ሓደ ተሳፋራይ ወይ ገያሻይ ብሕማም ግዜ መገሻ (Motion sickness) ዚሳቐ እንተኾይኑ፡ ወይ ብኸም'ዚ ዓይነት ተርእዮ ከይጥቃዕ ዚሰግእ እንተ ኾይኑ፡ ብመስኮት ኣንፈት እታ መኪና ትገሸሉ /ትጉዓዘሉ/ ናብ ደረት ትርኢት ኪጥምት ይግባእ። ምኽንያቱ፡ ውሽጣዊ ሚዛን ስምዒት ኣካላት፡ ግርጭት ኣብ ሞንጎ ጠመተ ዓይንን ግዳማዊ ትርኢትን ከይፍጠር ንስምዒት ጠመተ እኹል መረጋገጺ ይኾኖ። እዚ ኪገብር እንተ ዘይክኢሉ ግና፡ ተጓዓዛይ ኣብ ግዜ መገሻ ኣብ'ታ ኮፍ ኢሉዋ ዘሎ ሰድያ ኣዒንቱ ዓሚቱ ንእሸቶ ቀምታ (Snap) ኪወስድ ይግባእ። ነቲ ኪፍጠር ዚኽእል ግርጭት ጠመተ ዓይንን ሚዛን ውሽጣዊ ሱቡኮት ስለ ዘፈትሖን ካብ ስክፍታ ድማ ስለ ዜድሕንን ተመራጺ ኣገባብ ምክልኻል ንሕማም መገሻ እዩ።

መድሃኒት፦ ሓደ ገያሻይ በዚ ሕማም ዚሽገር ምኻኑ ዚፈልጥ እንተ ኾይኑ፡ መገሻ ኣብ ዝሓሰበሉ ግዜ ቅድሚ ምብጋሱ ሓደ ሰዓት ኣቐዲሙ መድሃኒት ኪወስድ ሰብ ሞያ ጥዕና ይመኽሩ። ምስ በዓል ሞያ ሕክምና ብምልዛብ ድማ እቲ መድሃኒት ኣብ ኣገልግሎት ኬውዕሎ ይኽእል።

ንእግረ-መገዲ

ኣብዚ ቐረባ ዓመታት እተዳህሰሰ ሓድሽ ርኽበት ከም ዘረጋግጾ፡ ጅንጅብል ብሰንኪ ሕማም መገሻ ንዚፍጠር ምልክታት ዕግርግር፡ ተምላስን ፍቱን መድሃኒት ከም ዝኾነ ተፈሊጡ ኣሎ። ጅንጅብል፡ ብሰሪ ሕማቕ ጨና ኣብ መኪና ንዚስዕብ ተምላስ ይኹን ቀጨውጨው ምባል ጽቡቕ ውጽኢት ከም ዜምጽእ ሕክምናዊ ምንጭታት የረድኡ። ጅንጅብል ብመልክዕ ሻሂ ኪውሰድ ይከኣል።

እዚ ሕማም ኣብ ዝርኣየሉ እዋን፡ ዝሑልን ሓድሽን ኣየር ካብ ግዳም ናብ ውሽጢ መኪና ከም ዚኣቱ ምግባር እውን ሓደ ካብ ኣገባብት ሜላ ፍወሳን ምክልኻልን'ዩ።

<u>**ሕማም ልቢ**</u>

**ሕቶ፦ ሕማም ልቢ ሓደ ካብ'ቶም ንብዙሓት ሰባት ዘሳቕዩ ዘሎ ሕማም'ዩ። ብዙሓት ከም ዘለዎም ዘይፈልጡ፡ ሃንደበት ብሕማም ልቢ ሓይጋ ዝወርዶም'ውን ብዙሓት'የም። ስለዚ ሕማም ልቢ ብኸመይ ክንከላኸሎ ከም ንኽእልን ካብ ሕማም ልቢ ንምድሓን ክንገብሮ ዘሎና ጥንቃቐታትን ክትሕብሩና ምደለኹ?**

**በረኸት ደበሳይ ካብ ዒላበርዕድ**

<u>መልሲ</u>፦ እዛ ሕቶ ቅድሚ ሕጂ'ውን መጺኣትና ነይራ'ያ። ከም ዙብልካዮ ሕማም ልቢ ሓደ ካብ'ቶም ንደቂሰባት ዘሳቕዩን ዝቐትሉን'ዩ። ንምክልኻሉ ኸኣ ብእተኻእለና መጠን ምስ እንምገቦ መግብን ባህላዊ መንባብሮናን ዝተኣሳሰር ኣገባብ ምክልኻል ሕማም ልቢ ክንዘውትር ኣገዳሲ እዩ።

ንሕቶኻ ብዝሰፍሐ ንምምላስ ESCCU Newsletter ካብ ዝብል በራሪ ጽሑፍ ዝተረኽቡ፡ ሕማም ልቢ ንምክልኻል ዘኽእሉ ሓበሬታታት ቀጺልና ነቕርበልካ፦

1. <u>ምቁራጽ ምትካኽ ሽጋራ</u>

ሓደ ካብ'ቶም ዓበይቲ ሳዕቤናት ምትካኽ ሽጋራ ሕማም ልቢ እዩ። መጽናዕቲ ከም ዘረጋግጾ ሓደ ወልቀሰብ ሽጋራ ምትካኽ ምስ ዘቋርጽ ካብ 50-70% ካብ ሕማም ልቢ ናጻ ክኸውን ይኽእል።

2. ስሩዕ ምውስዋስ ኣካላት ምዝውታር

ኣብ ሓደ ሰሙን ክብ ፍርቂ ሰዓት ዘይውሕድ ዝተፈላለዩ ስፖርት ዘዘውትሩ ሰባት ናይ ልቦም ጥዕና ጽቡቕ ይኸውን። ከም ምዝዋር ብሽግለታ፡ ምሕንባስ፡ ጸወታ ኩዕሶ እግሪ፡ ኤሮቢክስ፡ ጉያ.. ኣዝዩ ጠቓሚ እዩ።

3. ምቁጽጻር ክብደት

ክብደት ሓደ ሰብ ምስ ቁመቱ ዝተመጣጠነ ክኸውን ይግባእ። ካብ መጠን ንላዕሊ ግዝፈ ዘለዎ ሰብ ብሕማም ልቢ ናይ ምጥቃዕ ዕድሉ ኣዝዩ ዝለዓለ እዩ።

4. ኣልኮላዊ መስተ ብብዝሒ ዘይምዝውታር

ሓደ ካብቶም ሕማም ልቢ ከማዕብሉ ዝኽእሉ ጠንቅታት፡ ካብ መጠን ንላዕሊ ኣልኮላዊ መስተ ምዝውታር እዩ። መስተ፡ ብፍላይ ቀይሕ ወይኒ፡ ብዓቐን ምስ መግቢ ምዝውታር ሕማም ልቢ ከም ዘጉድል ገለ ምጽናዕትታት ዝድግፍዎ እኳ እንተኾነ፡ ኣልኮላዊ መስተ ምዝውታር ኣሉታዊ ሳዕቤንትን ጉድ ኣትን ከም ዘለዎ ምግንዛብ የድሊ።

5. ካብ መጠን ንላዕሊ ዘይምጭናቕ

ብብዝሒ ምርባሽን ምጭናቕን ናይ ልቢ 'ሀርት ኣታክ' ከስዕብ ስለዝኽእል፡ ዘጨንቐን ዘተሓሳስብን ኩነታት ኪጋጥመና ከሎ ዘዘናግዑ ኩነታት ምዝውታር።

6. ስብሒ ዝበዝሖም መግብታት ካብ ምብላዕ ምቑጣብ

እነዘውትሮም መግብታት ከም ጸብሒ ደርሆ፡ ዝግኒ፡ ገዓት፡ ብዙሕ ጠስምን ስብሕን ክህልዎም ኣይግባእን። ኣብ ግዜ ንእስነትን ማእከላይ ዕድመን ዕቤትን እንበልዖ ብዝሒ ጠስሚ ክንቆጻጸር ይግበኣና። ቀይሕ ጸብሒ ኣብ ሰሙን ክልተ ግዜ ምብላዕ፡ ብዝሒ ኣሕምልቲ ምዝውታር ዝሓሸ እዩ። ብዙሕ ጨው ኣብ መግቢ ዘይምብዛሕ፡ ጻዕዳ ሽጉርቲ ብብዝሒ ምውሳድ፡ ሻሂ ብመጠኑ ኣብ መዓልቲ ብምስታይ ካብ ሳዕቤናት ሕማም ልቢ ክንከላኸሉልና ይኽእሉ።

ብዘይዳ ሕማም ልቢ ንምክልኻል ናይ ሸንትን ደምን መርመራ ምውሳድ ጠቓሚ እዩ። ካብኡ ሓሊፉ፡ ሓኪም ብምውካስ ዝያዳ ሓበሬታ ብዛዕባ ጥዕና ልብና ክንረክብ ንኽእል።

***

# ወግዒ ብሓሳብት

ተስፋዬ ገብረኣብ ብ28 ነሓሰ 1968 ኣብ ኢትዮጵያ ከተማ ደብረዘይት ተወሊዱ። ወለዱ ካብ ኤርትራ ናብ ኢትዮጵያ ብስደት ቅድሚ ምኻዶም፡ “ገዛሕድሩ” ኣብ ዝተባህለ ዓዲ ብማሕረስን መጓሰን ይናበሩ ነበሩ። ተስፋይ ገብረኣብ ደራሲ ሓያለ መጻሕፍቲ ቋንቋ ኣምሓርኛ ኮይኑ፡ ብሕልፊ ድማ “የቡርቃ ዝምታ”፡ “የጋዜጠኛው ማስታወሻ”፡ “የደራሲው ማስታወሻ”ን “የጀሚላ እናት”ን ዝብላ መጻሕፍቱ ምስ ኣንበብቲ ብዝሰፍሐ ኣላልየናኦ እየን። ሓይሊ ሓሳብ ጽሑፋት ተስፋዬ ንኣንበብቲ መጽሔት መንእሰይ ዘለዎም ኣገዳስነት ብምስትብሃል፡ ንገሊኦም እናተርጐምና ከነውጽኦ ተበግሶ ክንወስድ ተበጊስና ኣሎና። ንሎሚ ብደርፍታት ንዘካየድ ስነ-ኣእምሮኣዊ ኲናት ዝምልከት ትሕዝቶ ንዘለዋ ጽሕፍቲ መሪጽና ኣሎና። ሰናይ ንባብ፡-

## ፈያሜታ

ተስፋዬ ገብረኣብ

ኲናት ኢትዮ-ኤርትራ ይካየድ ኣብ ዝነበረሉ እዋን ኣብ ኣዲስ ኣበባ'የ ነይረ።

ሓደ ቐዳም ምሸት፡ ‘ወሎ ሰፈር’ ኣብ ዝተባህለ ከባቢ ኣብ ዝርከብ ለይታዊ ትልሂት ምስ'ላገስኩ፡ ሓደ ዘስሕቕ ነገር ገጢሙኒ። ኣብ'ቲ ለይታዊ ትልሂት፡ ሙብዛሕትኡ እዋን ናይ ኣምሓርኛ ደርፍታት'ዩ ዝውላዕ። ኣብ ሞንጎ ድማ ናይ ትግርኛን ኣሮምኛን ደርፍታት ሕውስ የብሉ'ዮም።

ትግርኛ ተራሉ ሓልዩ ክድረፍ ጀሚሩ። ንሸዑ ዝተመርጸት ደርፌ “ማርቸዲስ ሸዊት” እትብል ናይ ወዲ ትኹል'ያ ነይራ። ትሕዝቶ ናይ'ታ ደርፌ ብሕጽር ዝበለ፡ ጅግና ህዝባዊ ሰራዊት (ሻዕቢያ) ኣብ ኩሉ ቦታታት ኣብ ልዕሊ ጸላኢ ዓወት ይሓፍስ ከም ዘሎ'ያ ትገልጽ።

እቲ DJ ትግርኛ ከም ዘይክእል ፍሉጥ'ዩ ነይሩ። ምኽንያቱ ቋንቋ ትግርኛ ዝፈልጥ ነይሩ እንተዝኸውን፡ ኢትዮጵያን ኤርትራን ኣብ ከቢድ ውግእ ተሸሚመን እናሃለዋ፡ ነታ ደርፌ ኣይምመረጻን።

ኣብ'ቲ ለይታዊ ትልሂት ሓደኳ ቋንቋ ትግርኛ ዝኽእል ሰብ ዝነበረ ኣይመስለንን። ደቂ ኣዲስ ኣበባ ብናይ ወዲ ትኹል ደርፌ ረሃጽ ብረሃጽ ክሳብ ዝኾኑ ክለዋዩ እናረኣኹ፡ ክዘናጋዕ ኣምሰዩ። “ቋንቋ ዘይምፍላጥ ዓሻ ይገብር” ከም ዝበሃል።

ምዘንጋዕ ወዲኦ ክወጽእ ከለኹ፡ ናብ'ቲ ዲጄይ ኣላገሰ ትሕዝቶ ናይ'ቲ ወዲ ትኹል ዝደርፎ ዝነበረ ደርፌ እንታይ ምዃኑ ሓቲተዮ። ከምዘይፈልጥ ምስ ነገረኒ ኣሕጺረ ተርጕመሉ። ብሰንባደ ኣእዳዉ ረድሪድ ክብሎ ጀሚሩ። ክምስታ ለጊሰ ሓዲገዮ ክኸይድ ክብል፡ ኢደይ ሒዙ ሓቲቱኒ፡-

“ካብኣም ዲኻ?”

“ካብ መን?”

“ካብ'ዞም ናይ መንግስቲ”

“ኣይኮንኩን። ካብ ካልኦት'የ”

ጸገሩ እናሓሰየ፡-

“ብዘይ ፍላጥ ዝጌበርክዎ'ዩ። ስለዝነገርካኒ ኣመስግነካ። ምናልባት ተጋሩ (ትግሬ) ኣብ'ዚ እናተሃለዩም ግና፡ ኮነ ኢለ ዝገበርክዎ ክመስሎም ይኽእል'ዩ” በለኒ ብርቡሽ መንፈስ።

“ክሳዕ ክንድኡ ኣይትሻቐል፡ ብጌጋ ከም ዝገበርካዮ ኣይክጠፍኦምን'ዩ” ኢለ ኣደዓዒሰዮ ወጺአ።

•••

ድሕሪ ነዊሕ ዓመታት ከኣ ኣብ ኣስመራ ክልተ ግዜ ተመሳሳሊ ነገር ኣጋጢሙኒ።

እቲ ናይ መጀመርታ ኣጋጣሚ፡ ካብ ኣስመራ ቅሩብ ወጻኢ ኢሉ ኣብ ዝርከብ ማእከል መዘናግዒ'ዩ ነይሩ። ኣብ'ቲ ኣጋጣሚ በብዓይነቶም ዝተፈላለዩ ደርፍታት ይውልዑ ነይሮም። ኣብ ሞንጎ ናይ ቴድሮስ ኣፍሮ “ኣበባዬ ሆይ” ትብል ደርፌ ተፈንያ። ቴድሮስ ነታ ደርፌ ክጅምራ እንከሎ፡ “የኢትዮጵያ ትንሳኤ” እዩ ዝብል። ተኣንገድቲ መንእሰያት ኣስመራ፡ ንትሕዝቶ ናይ'ቲ ደርፌ ከየናዝቡ፡ ብደርፌ ቴድሮስ ኣፍሮ ተበራህዮም ይሰዕሱ ነይሮም። ኣብ'ቲ እዋን ነታ ጉዳይ ደርፍታት ትቈጻጸር ዝነበረት ካሽር ጸዊዐ ሓቲተያ፡-

“ትርጉም ናይ'ዚ ደርፌ ትፈልጥዮዶ?”

“ኣምሓርኛ ኣይፈልጥን'የ” ድሕሪ ምባላ፡ እታ ደርፌ ግና ናይ ቴዲ ኣፍሮ ምዃና ነጊራትኒ።

“ጽቡቕ ኣለኺ፡ ‘ቲ ደራፋይ ቴድሮስ ኣፍሮ'ዩ ዝበሃል። ንፉዕ ደምጻዊ'ዩ። ግና ብጥጥምታቱ ገይሩ እንታይ ይብለኪ ከም ዘሎ ዶ ክንግረኪ፡-

ንኤርትራ ብዓል፡ ንኢትዮጵያ ድማ ብወዲ ገይሩ ምድራፉ፡ ፖለቲካዊ መልእኽቲ'ዩ ዘለዎ። ደግሲ ናይ'ቲ “ኤርትራ ኣካል ኢትዮጵያ'ያ” ዝብል'ዩ። ዳህላክ ከልዕል ከሎ፡ ሕቶ ኣፍደገ ባሕሪ'ዩ። “ናብ ዳህላክ ኬድና ኣጉዶ ንሰርሓሉ ግዜ ክምጽእ'ዩ” ክብል ከሎ ንጹር መልእኽቲ'ዩ ዘለዎ፡ ንትንሳኤ ኢትዮጵያ እዩ ዝትንበዩ ዘሎ።” ኢለ ንሕልኽላኽ መልእኽቲ ቴድሮስ ተርጕመላ።

እታ ጓል ኣብ ዘይተጸበየቶ ሓሳብ ተሸሚማ። ግና ኸኣ ኣይተወላወለትን። ጎይያ ናብ'ታ መወልዒት መዚቃ ከይዳ፡ ነታ ደርፌ ኣጥፊኣታ። ኣምሳያኡ ሄለን መለስ ክትደርፍ ጀሚራ። ኣብ'ቲ እዋን ካብ'ቶም በታ ቐዲማ

ዝነበረት ደርፊ ተመሲጦም ዝነበሩ ሰባት ምጉርምራማት ተሰምዐ። ገለ ናብ ሽምግልና ዝዘዘዉ ሰባት ግና ናይ "ጽቡቕ ገበርኪ" ዝዓይነቱ ምልክት ሃብዋ።

እታ ደርፊ ብምቁራጻ ደስ ዘይበሎ ዝመስል ሓደ መንእሰይ፡ ናባይ ገጹ ምጥማት መሰ'ብዘሐ ኣዛረበየ፦

"ብምቁራጽ ናይ'ታ ደርፊ ቅር ዝበለካ ኢኻ ትመስል?"

"እንታይ ኢኻ ኢልካያ ነታ ጓል?" ሓቲቱኒ።

"ትርጉም ናይ'ታ ደርፊ'የ ነጊረያ?"

"እንታይ ደዩ ትርጉም ናይ'ታ ደርፊ?"

ብስም ስነ-ጥበብ መልእኽቲ ስነ-ኣእምሮኣዊ ኵናት ከም ዘለዋ ኣሕጺረ ኣረዲአዮ።

ሽጋራኡ እናሰሓበ ከምዚ በለኒ፦

"ቋንቋ ኣምሓርኛ ኣይክእልን'የ። ቴዲ ክደርፍ ከሎ ግና ማራ'ዩ ኬፍ ዝህበኒ። ደርፍታት ቴዲ ብዛዕባ ፍቕሪ ምዃኑ'የም ሰባት ዝዛረቡ። ንናይ ቴዲ ደርፍታት ብኸምዚ ንስኻ ትገልጾ ዘሎኻ ገይሩ ዝገልጾ ሰብ ገጢሙኒ ኣይፈልጥን'የ። እኳ ደኣ በኣንጻሩ ገለ ግዱሳት ኤርትራውያን፡ 'ህዝቢ ምስ ህዝቢ ዘቀራርብ' ትሕዝቶ ብምድራሩ ከም ዝሸለምዎ'የ ዝፈልጥ። ብወገነይ ምስ'ዚ ንስኻ ትብሎ ዘሎኻ ፍጹም ኣይሰማማዕን'የ።"

ተዛሪቡ ምስ ወድአ፡ ኣይመለስኩሉን። ስቕ ብምባለይ ቀጸለ፦

"በል እስከ ነታ 'ፍዮሪና ጓል ኣስመራ' ትብል ደርፊ፡ ከመይ ፖለቲካ ኩትከውን ከም ትኽእል ኣረድኣኒ።" ሓቲቱኒ።

"ምናልባት ንወየንቲ ከሕርቕ ወይ ንሓንቲ ኤርትራዊት ጓለ'ንስተይቲ ስለዘፈተወ ደርፍዋ ክኾውን ይኽእል'ዩ። ደርፍታት ቴድሮስ ኣፍሮ ኣሐፊሽካ እንተርኢኻዮም ግና፡ ናይ ፍቕሪ ኣይኮኑን። ኣብኡ ከምጽኣልካ 'ጥቁር ሰው' ትብል ደርፋ ሰሚዕካያ'ለኻ?" ሓቲተዮ፦

"ሰሚዐ'ያ 'ለኹ። እንታይ ኢኻ'ሞ ክተውጽኣላ ንዕአ?"

"ከም መረዳእታይ፡ እታ ደርፊ ንህዝቢ ኦሮሞ ተቓይም'ያ። ቴድሮስ ኣፍሮ ኣብ ጥቓኡ ንዘለዉ ደቂ ኦሮሞ ዘኾነበረን ዘይፈተወን፡ ከመይ ጌርካ ንናይ ስግረዶብ ጎረባብቱ ክፈቱ ትጽበ? ብጽባቐ ኤርትራዊት ጓለ'ንስተይቲ ኣምሲሉ፡ ብዛዕባ ኤርትራን ቀይሕ ባሕርን'ዩ ዝደርፍ። ብዛዕባ ሰብ ዘይኮነ - ብዛዕባ መሬት፡ ብዛዕባ ባሕሪ'ዩ። ገለ የውሃት ኤርትራውያን መንእሰያት ድማ ንደግሲ ወራሪ ባህርያት ናይ'ቲ ደርፊ ከየስተብሃሉ፡ ሓቢሮሞ ምድራፎም'ዩ 'ቲ ዘገርም ..."

ውድያት ክትዕ ክቕጽል ኣይደለየን። ገጹ ክጸዋወግ ጀሚሩ። ከም ዘይማእማእክዎ ተረዲኡኒ። ብመረዳእታይ፡ ምስ ገለ ኣድነቕቲ ቴድሮስ ኣፍሮ ኪጋጮ ዝኽእል ምኳነይ ኣይሰሓትክዎን። ትሕዝቶ ደርፍታቱ፡ ነታ ሞይታ ዝተደብየት ናይ ቀደም ኢትዮጵያ ንምምላስ ሃንቀው ናይ ዝበሉ ወገናት ሰይጣናዊ ሓሳብ ምዃኑ ምስ ተረድኡ ግና፡ ክስንበዱ ምዃኖም ርግጸኛ'የ።

•••

ካልእ ግዜ ኣብ ከባቢ ቲራቮሎ ኣብ ዝርከብ ሓደ ባር ዘጋጠመኒ'ውን ኣሎ። ኣብ ባልኮኒ ኢና ኮፍ ኢልና ኔርና። ደወል ሞባይል ኣብ ጥቓይ ናይ ዝነበረ ዕድመ ድፍእ ዘበለ ሰብ፡ "ፈያሜታ" እትብል ናይ ጃኪ ደርፊ ተሰምዐ ነይሩ። ተቐቢሉ፡ ተዛሪቡ ክሳዕ ዝውድእ ተጸበየዮ። ምስ ወድአ ብሓውሲ ዋዛ ገይረ ከዕልሎ ፈቲነ፦

"ደወል ጻውዒት ሞባይልካ ደኣ ናይ መን ደርፊ ከም ዝኾነት ትፈልጥ ዲኻ?"

ቅሩብ ከም ሰጋእመጋእ ድሕሪ ምባል፦

"ኣይፈልጥን'የ። ጓለይ'ያ ገይራትለይ?" መለሱ ሓቲቱኒ፡ "... ንምንታይ ሓቲትካኒ?"

"ብዛዕባ'ታ ፈያሜታ ትብሃል ጓለ'ንስተይቲ ገለ ትፈልጦ ነገር እንተሎ'የ ክሓተካ ደልየ" ኢለዮ።

"ክጠቕሰዋ ሰሚዐ'ለኹ።" በለ። ቅሩብ ጸኒሑ ድማ፡ "... ኦሮማይ ኣብ ትብሃል መጽሓፍ ዘላ ገጸ-ባህሪ ምዃና ሰሚዐ'ለኹ።"

ጽንሕ ኢለ ክረድኦ ፈቲነ፦

"ልክዕ ኣለኻ። በዓሉ ግርማ ኣብ ኦሮማይ መጽሓፉ ከም ገጸ-ባህሪ ተጠቒሙላ ኣሎ" ኢለዮ ስቕ ኢሉ። ኣነ ስቕ ኢለ፡ እቲ ሰብኣይ ዘረባኡ ክቕጽል ከም ዘኾነ ግና ቼንቶ ፔር ቼንቶ ርግጸኛ'የ ነይረ። ብርግጽ ድማ ከምቲ ዝተጸበኽዎ፡ ሰብኣይ እቲ ኩነታት ኣይበርሃሉን ወይ ኣይተበርሆን ስለዝነበረ፡ ክዛረብ ጀሚሩ።

"እንታይ ክትብል ኢኻ ደሊኻ?"

"ኦሮማይ ትብል መጽሓፍ ኣንቢብካያዶ?"

"ኣየንበብክዋን።"

"እንተተንበባ ኔርካ፡ ደወል ጻውዒት ቴሌፎንካ ፈያሜታ ክትከውን ፍቓደኛ ኣይምኾንካን ኔርካ። እዛ ሃገር ብብሬን ሰማይ ናይ ዝቓደዱ፡ ናይ ከም በዓል ጾገሬዳ፡ በዓል ፎውዚያ፡ በዓል ደሃብ ሃገር'ያ። ሽሕኳ ዝመረጽካዮ ደርፊ ክትሰምዕ መሰልካ እንተኾነ፡ ኣብዚ ሃገር ናይ ፈያሜታ ጊላይ ደርፊ ክድረፍ ክትሰምዕን ብእኡ ክትሰዕሰዕን ግና ኣዝዩ ዘሕንኽ'ዩ።

ግንባሩ ጸዊጉ ሓቲቱኒ፦

"ፈያሜታ መን ድያ ነይራ ኣብቲ መጽሓፍ?"

"ኣይትፈልጥን?"

"ነታ መጽሓፍ ከም ዘየንበብክዋ ኣቐዲመ ነጊረካ'የ"

ዓሚቝ ድሕሪ ምስትንፋስ ክምልሰሉ ጀሚረ፦

"ፈያሜታ ሓንቲ ኣመንዝራ'ያ ነይራ" በልክዎ።

"ፈያሜታ ኣብ'ታ መጽሓፍ ክትሰሕቕ፡ ክትሰቲ፡ ሴክስ ክትፍጽም፡ ክትሰዓዓም ኮታስ ኣንጻር ኤርትራዊ ባህሊ ብዝኾነ መገዲ ክትብዕልግ'ያ ትረአ። ሰራሕ ኣውጺኣ ኣመዓራርያ ናይ ምቕማጥ፡ ክዳውንታ ናይ ምሕጻብ ልምዲ ዘይነበራ፡ ኢጣልያውያን ነበርቲ ኣስመራ ላቡታና ቤላ ኮምቢሽታቶ (ሽርሙጣ ኮምቢሽታቶ) ዝብልዎ ዓይነት ጓለ'ንስተይቲ'ያ ነይራ።"

ነዚ መሰ'ረዳእክዎ፡ ብጽፈዒት ከም ዘላደድክዎ ዓይነት፡ ክሹቕረር ኣስተብሂለሉ።

ምንም ኣይተዛረበን።

ኣነ'ውን ኪኖኡ ኣይከድኩን። ቁሩብ ጸኒሑ ሕሳቡ ከፊሉ፡ ካብ'ቲ ባር ክወጽእ ምስ ረኣኽዎ በይነይ ሰሓቕ። ድሕሪኡ ኢደይ ናብ ጁባይ ሰዲደ፡ ነታ ብኽቡር ዋጋ ዝተዓደግት፡ ፈራሪ ዝዓይነታ ብርዐይ ኣውጺአ ....

Gada Ghebreab
email: ttgebreab@gmail.com

# ኣዶልፍ ሂትለር

## “ሓደ ካብ’ቶም ታሪኽ ዝለወጡ 10 ጸለውቲ ሰባት” ፧

*መትከል ይትባረኽ*

ስነ-ታሪኽ ንሕሉፍ ፍጻሜታት ደቂ-ሰባት ዘጽንዕ ዓውዲ’ዩ። ዝኢ ዓውደ-ፍልጠት ዘጽንዖ ሊቃውንቲ ድማ፡ ኑቲ ኣቐዲሙ ዝተሰነደ ፍጻሜታት ብምጽናዕን ብምትንታንን ኑቲ ዘሎ ህሉው ኩነታት ድማ ንርእሱ ታሪኽ ብምኻኑ ይሰንድዎ።

ጸቡቕ ነገር ናይ ታሪኽ፡ እንታይነቱን በዓል መን ፈጺሞሞ፡ እወንታዊ ድዩ’ኸ ኣሉታዊ ብዘየገድስ፡ ንፍሲወከፍ ዝተፈጸሙ ፍጻሜታት ከም ዘለውዎ ዝሰነድ ምኻኑ’ዩ። ስለዚ ድማ ወሎዶታት ክመሃርሉን ክቐሕሉን ዝሕግዘ ኣገዳስን ዓብን ዓውዲ’ዩ። ኣብ’ዚ ጽሑፍ’ዚ ንትርጉም ታሪኽን ኣገዳስነቱን ክገልጽ ዘይኮንኩ፡ ካብ ታሪኽ ብምብጋስ ዝኢ ብሓደ ምህር ስነ-ታሪኽ፡ ኣብ ታሪኽ ተሞርኪሱ ዝቐረቦ መጽናዕታዊ ጽሑፍ ንምስዓብ ዝኣክል እዩ።

ዓለምና ፍጥር ካብ እትብል ኣብ ከርሳ ዝተፈላለዩ ኣሕጎስቲ፡ ኣሕዘንትን፡ ኣገረምትን ወዘተ. . . ፍጻሜታት ተዓዚባ’ያ። ደቂሰባት ግን ብባህሪኦም ካብ ንጸቡቕ ነገራት ምዝካር ዝያዳ ንኣሉታውያን ፍጻሜታት ምዝካር ስለዝቐልሎም ኣብ ታሪኽ ዓለም ብዘገበሮ ልዑል ጽልዋ ቀንዲ ተዘካሪ ዝኾነ ፍጻሜ ካልኣይ ኩናት ዓለም እዩ።

ካልኣይ ኩናት ዓለም ካብ’ቶም ቀድሚኡን ድሕሪኡን ዝተኻየዱ ዓውደ-ኩናት ብዘወረዶ ዕንወት ኣብ ቀዳሚት’ዩ ዝስራዕ። ብሰንኪ’ቲ ኩናት ብ10ታት ሚልዮናት ዝግመት ህይወት ደቂ-ሰባት ክጠፍእ እንከሎ፡ ከምኡ’ውን ብትሪልዮናት ዶላራት ዝግመት ከቢድ ቁጠባዊ ዕንወት ኣስዒቡ። ንዘጠዘሐ ሚኢታዊት ህዝቢ ዓለምና’ውን ብኣሉታ ዝጸለወ ኣሰቃቒ ኩናት’ዩ ነይሩ።

እቲ ኩናት ግን ማዕረ’ቲ ዘውረዶ ዕንወት ኣይኹን ድኣ’ምበር፡ ኣብ ገለ ጽላታት ሞያ ናይ ዓለምና እወንታዊ ጽልዋ ከምዝነበሮ፡ ገለ ተመራመርቲ ስነ-ታሪኽ ይገልጹ’ዮም። ኣብ እዋን ካልኣይ ኩናት ዓለም መራሒ ጀርመን ዝነበረ ኣዶልፍ ሂትለር ጠንቂ ምውላዕ እቲ ኩናት ምንባሩ’ዩ ዝፍለጥ። ንሱ ብዘይካ’ቲ ጠንቂ ምጅማር እቲ ኩናት ምንባሩ፡ ኣብ ልዕሊ ኣንጻር ሓይሉ ዝነበሩ ሰለማውያን ሰባት ዝካይዶ ዝነበረ ናይ ምርሻን፡ ምስቃይ፡ ምጭዋን፡ ምእሳርን ተግባራቱ፡ ካብቲ ዝጨከነ ውልቀ-መላኺ ዓለም ከስምዮ ዝኽእል እዩ።

ብኣንጻር እዚ ኣብ ላዕሊ ክግለጽ ዝጸነሐ ግን፡ ጀይ ኬኒ ዝተባህለ ኣብ ስነ-ታሪኽ ዝግደስ ተመራማሪ፡ “ታሪኽ ዝለወጡ 10 ጸለውቲ ሰባት” ኣብ ዘርእስቱ ነዊሕ እዋን ዝወሰደሉ ምርምራዊ መጽናዕቲ፡ንዓለም ብእወንታዊ ንጥፈታቶም ወይ ኣበርክቶኦም ቀይሮማ ዝበሎም ዓሰርተ ሰባት፡ ንዛሙራቢ፡ ኣሾካ፡ ሄራን ኮርትስ፡ ሪቻርድ ትራቪቲክ፡ ፍሪደሪክ ሁለር፡ ቻርለስ ዳርዊን፡ ካርል ማርክስን ካልኦትን ካብ 1ይ ክሳብ 9ይ ደረጃ ክሰርዖም እንከሎ ንኣዶልፍ ሂትለር ድማ ኣብ መበል ዓሰራይ ተርታ ኣቐሚጥዎ ይርከብ።

ጀይ ኬኒ ድሕርቲ መጽናዕታዊ ጽሑፍ ምዝርግሑ፡ ካብ ብዙሓት ወገናት ብፍላይ ከኣ ካብቶም ንሂትለር ከም ቀንዲ ጸላኢኦም ዝሓስብዎ ማሕበረ-ሰብ ምዕራብ፡ ሂትለር ምልክት ጭካነን ኣረሜንነትን ዕንወትን ድኣ’ምበር ከመይ ኣቢሉ’ዩ፡ ንታሪኽ ብእወታ ዝለወጠ ሰብ ተባሂሉ ምስ 10 ብሉጻት ውልቀ ሰባት ክስራዕ ዝኽእል ዝብል፡ ተሪር ሞጉተን ወቐሳን እዩ ኣስዒቡሉ።

ኬኒ ንግብረ-መልሲ ዝጠዘሑ ተዓዘብቲ ክምልስ እንከሎ። ጭብጥታት እናኣሰኾ ዝኢ ዝስዕብ ይጠቅስ፡ ሓቂ’ዩ ሂትለር ብሰንኪ ዘወለዖ 2ይ ኩናት ዓለምን፡ ዘበሮ ሕሉፍ ጭካነን ዓለም ርእያቶ ዘይትፈልጥ ዕንወትን፡ ጸገማትን ከውርደላ ክኢሉ’ዩ። እንተኾነ ይብል ኬኒ፦

ድሕሪ ምዝዛም ቀዳማይ ኩናት ዓለም ጀርመን ቡቲ ኩናት ንዘወረደ ዕንወት ሓላፍነት ወሲዳ፡ ቡቲ ኩናት ንዝተጎድኣ ሃገራት ክትክሕስ፡ ኣብ 1918 ብቨርሳይለስ (Versailles treaty) ዝፍለጥ ውዕል ብምኽታማ ኣብ እንግድዓ 11 ቢልዮን ፓውንድ ዝበጽሕ ዕዳ ብምንባሩ፡ ዝኢ ዕዳውን ክትከፍል ዓቕሚ ስለዘይነበረ፡ ህዝባ ብፍላይ ድማ መንእሰያታ ኣብ ሕሉፍ ተስፋ ምቝራጽ ብምእታው ግዳይ ማሕበራዊ ሕሰምን ሽቕለት ኣልቦነትን ኮይኑ’ዮም ተቐሲቦም። ሂትለር ድማ ኑቲ ኣብ ፈለማ ዘበኑ ስልጣኑ ንዝነበረ ዝተጠቕሰ ስሚዒታት ህዝቡ ብምልዋጥ፡ ንብምልእታ ዓለም ናይ ምቁጽጻር ትልሙ ንምትግባርን ኑተን ዝነበራ ወተሃደራዊ፡ ምርምራዊ፡ ቴክኒካውን ማእከላት ሃገሩ ብምሉእ ዓቕመን ክሕይላን ኣብ ስነ-ፍልጠታዊ ምርምራት ተሞርኪሰን ክዕብያን ሳላ ኣበርቲዑ ዝጸዓረ፡ እተን ማእከላት ርኡይን ብደረጃ ዓለም’ውን ጹብለልነት ዘርኣየ ምዕባለ ከመዝግባ ከኢለን እየን።

ሓፈሻዊ ጻዕሪ ሂትለር ቴክኒካዊ ማእከላት ሃገሩ ክምዕበላን ሓያሉቲ ምህዞታት ክቕርባን’ኳ እንተነበረ፡ ዝያዳ ትኹረት ሂቡ ዝከታተሎ ዝነበረ ጽላት ግን እቲ ብውድድር ጠፈር (space race) ዝፍለጥ፡ ኒክሌሳዊ ቦምብ ጸዓነን ኣሻሓት ኪሎሜተራት ክስንጥቓ ዝኽእላ ሮኬታት ንምስራሕ እዩ። ሂትለር ኣብ 2ይ ኩናት ዓለም ኣንጻሩ ዝነበራ ኣባላት ሓይልታት ኪዳን ብፍላይ ከኣ ኣመሪካን ብሪጣንያን ንወተሃደራውን ቴክኖለጂያውን ዕብየት ሂትለር ብዓቢ ስግኣት ይጥምትኦ ብምንባረን ኪይቀደመና ብዝመስል ኣብ ስነ-ፍልጠታዊ ምርምራት ተሞርኪሰን ምዕቡል ወተሃደራውን መጓዓዝያውን ንዋት ከፍርያ ክኢለን እየን። ስለዚ ዓቢ ስግኣት ሂትለር ንሓይልታት ኪዳን ዓቢ ምርቓ ብምንባሩ፡ ኑቲ ሂትለር ኣቐዲሙ ክውንኖ ሓሊኑ ዝነበረ ኒኩለር ተሰኪሙ ኣሽሓት ኪሎሜተራት ክውንጨፍ ዝኽእል ሮኬት ቀዲመንኦ ብምስናዕ፡ ኣብ ፈተነ’ውን ከውዕለኦ ኪኢለን’የን ብምባል ጀይ ኬኒ ይገልጽ።

ኣብ መውዳእታ ኬኒ ሓሳቡ ክድምድም እንከሎ፡ ወሃደራውን ቴክኖሌጂያውን ምዕባለን ሂትለር ክፉእ ትልሙ ንምትግባር ብዘገበሮ ጻዕሪ ዝመጸ ይኹን ድኣ’ምበር፡ ጽልውኡ ወይ ውጺኢቱ’ስ ማዕረ’ቲ ኣብ ዓለም ዘኸተሎ ዕንወት፡ ዝኢ ዘለናዮ እዋን ዓቢ መሰረት ወይ ድራኺ (Motivation) ዝኾነ ቴክኖሎጂያውን ምርምራውን ኣበርክቶ ገዲፍልና’ዩ ኪይዱ ብምባል፡ ምኽንያት ምስራዕ ሂትለር ኣብ ዓሰራይ ተርታ ይገልጽ። ኣንበብቲ ብወገንኩም’ከ እንታይ ትብሉ?

መወከሲ (Ten people who changed history)

# ዓለመ-ፍልስፍና

## ቅዱስ ቶማስ ኣኳይናስ

“ሰብ፡ ርትዓዊ ክሳብ ዝኾነ፡ ናጻ ምርጫ ኣለዎ።”

ሚኪኤል ኣዳም

ቶማስ ኣኳይናስ (1225-1274)፡ ሓደ ካብቶም ዓለምና ዝረኣየቶም፡ ኣገደስቲ ሓሳብትን ሰብ ብሉጽ ኣእምሮን ማእከላይ ዘመን እዩ። ኣብ ጥቃ ናፕለስ ጣልያን ኣብ 1225 ድ.ል.ክ፡ ካብ ልዑላን ስድራ ተወልደ። ወዲ ሓሙሽተ ዓመት ምስ ኮነ፡ ንኽምሃር ናብ ደብረ ሞንተ ካሲኖ ተላእከ። ኣብቲ ደብሪ ድማ ንዓሰርተ ዓመታት መመላእታ ጸንሐ። ኣኳይናስ ወዲ ዓሰርተ ሓሙሽተ ዓመት ምስ ኮነ፡ ኣብ ዩኒቨርስቲ ናፕለስ ተመዝገበ። ካብ 1239 ክሳብ 1244 ኣብ ዩኒቨርስቲ ናፕለስ ትምህርቱ ተኸታተለ። ኣብ'ዚ ዩኒቨርሲቲ ድማ እዩ፡ ንፈለማ እዋን ምስ ጽሑፋት ኣሪስቶትል ዝተላለየ። ጽሑፋት ኣሪስቶትል፡ ንዘመናት ዝኣክል ተጸቒጦም ድሕሪ ምጽናሕ፡ ኣብቲ እዋን'ቲ እዮም ንኤውሮጳውያን ክፉታት ኮይኖም። ኣኳይናስ፡ ኣብ ናፕለስ ከሎ ምስ ማሕበር ዶመኒካውያን ሕብረት መስረተ። እዚ ድማ ንስድራኡ ዘጉሃየ ተግባር'ዩ ኔሩ። ሓሳቡ እንተ ቀየረ ብምባል፡ ስድራኡ ንኽልተ ዓመታት መመላእታ ኣብ ናይ ገዛ ማሕዩር ኣጽኒሕዎ። ሸለል ምስ በልዎ ድማ፡ ኣኳይናስ ኣብ ትሕቲ ኣልበርት ማግኑስ (ወይ ኣልበርት ዓቢ) ክምሃር ናብ ከለንን ፓሪስን ከደ። ካብ 1245 ክሳብ 1252 ኣብ ትሕቲ ጀርመናዊ ተመራማሪ ስነ-ሃይማኖት ቅዱስ ኣልበርቱስ ማግኑስ ፍልስፍናን ስነ-ሃይማኖትን ኣጽንዐ። ኣብ 1256፡ ኣብ ዩኒቨርሲቲ ፓሪስ ፕሮፈሰር ስነ ሃይማኖት ኮነ። ኣኳይናስ፡ ካብ 1252 ክሳብ 1259 ኣብ ዩኒቨርሲቲ ፓሪስ ምሂሩ እዩ። ኣብዚ ዩኒቨርሲቲ እዚ ድማ'ዩ ነቲ ድሒሩ ህቡብነት ዘጥረየሉ ኣእምሮኣዊ ክእለት ዘማዕበለ።

ኣብ 1258 ቶማስ ‘summa contra-gentiles’ ዝብል ዕዮ ኩዳሉ ጀመረ።እዚ ነቶም ኣብ ክርስትና ዘይኣምኑ ሰባት፡ ክርስትና ምስ ርትዒ ከም ዘይጻረር ንከረድእ ተባሂሉ ዝተዳለወ እዩ። ካብ 1259 ክሳብ 1268 ኣብ ዘሎ ጊዚያት ድማ፡ ኣብ ጽሑፋት ናይቲ ህቡብ ግሪኻዊ ፈላስፋ ኣሪስቶትል ዝርዝራዊ ርእይቶታት ጽሓፈ። ኣብ 1265፡ ነታ ህቡብቲ ስርሑ ዝኾነት ‘summa theologica’ ክጽሕፋ ጀመረ። ኣብዛ ዕዮ እዚኣ ድማ'ዩ ንስነ-ሃይማኖት ክርስትና ግቡእ መግለጺ ክህበሉ ዝፈተነ። እንተ ኾነ፡ ኣብ 1273 ብዝተሞኮሮ ሚስጥራዊ መለኮታዊ ራኢ፡ ንዕዮኡ ኣብ መፈጸምታ ከየብጽሐ ኣቋረጾ። ‘ኩሉ'ቲ ዝጸሓፍክዎ፡ ምስ'ቲ ዝተሞኮርኩዎ ብምውድዳር ሓሰር'ዩ፡’ ብምባል ተዛረበ።

### ሓሳባት ቶማስ

ኣኳይናስ ኣብቲ ብተዛማዲ ሓጺር ዓመታት ህይወቱ፡ ልዕሊ ሱሳ ዝበጽሕ ስርሓት ደሪሱ እዩ። ኣብ ስርሓት ከም ኣሪስቶትልን ፒተር ሎምባርድን ዝመሰሉ ሓሳብቲ ድማ ርእዮትን ሰፊሕ ሓተታን ጌሩ'ዩ።

ቶማስ፡ ንትምህርታት ኣሪስቶትል፡ ምስ ሰረተ-እምነት ክርስትና ብምውህሃድ ክምርምሮ ይፍትን ነበረ። ንሱ፡ ኣብ መንጎ ርትዕን እምነትን ዝኾነ ይኹን ምግርጫዊት ከም ዘየልቦ'ዩ ዝኣምን። ፍልስፍና ኣብ ርትዒ ክምርኮስ ከሎ፡ ኣብ መለኮታዊ ራእይ ዝህሉ እምነት ድማ ምንጪ ስነ-ሃይማኖት እዩ። ስለዚ ኣምላኽ፡ ምንጪ ፍልስፍናን ስነ-ሃይማኖትን'ዩ፡ ብምባል ይድምድም። ቶማስ ኣኳይናስ፡



‘ካብ ናይ ምርታዕ ስሕተት እንተ ዘይኮይኑ፡ ኣብ መንጎ መለኮታዊ ራእይን ፍልስፍናዊ መደምደምታን ፍልልይ ክህሉ ኣይክእልን እዩ፡’ ዝብል ጽኑዕ እምነት ነበሮ። ርትዒ፡ ንእምነት ከም ዝድግፍ'ውን ይገልጽ። ቶማስ፡ ንህልውና እግዚኣብሐር ብእምነት'ዩ ዝቕበሎ። ንህልውና እግዚኣብሐር ዘረጋግጹ ሓምሽተ መርትዖታት'ውን የቕርብ። እዞም መርትዖታት'ዚኦቶም፡ ኣኳይናስ ኣብ ልዕሊ'ቶም ካብ ኣሪስቶትል ዝተለቕሖም እማረታት (concepts) ዝሃነጾም እዮም። ንሳቶም ድማ፡ ምንቅስቓስ፡ ጠንቅን ሳዕቤንን፡ ዘይርጉጽ መጻኢ ኩነት (contingency)፡ ደፋእታዊ ለውጥን ኣገዛዝኣን (governance) እዮም። ኣኳይናስ፡ ንነፍሲወከፍ መገዲ ክገልጾ ከሎ፡ ብተመኩሮ ብዝረኸቦ ትዕዝብቲ'ዩ ዝጅምር። ንኣብነት፡ ኣብቲ ቀዳማይ መገዲ ማለት ምንቅስቓስ፡ ኣኳይናስ፡ ነገራት ከም ዝንቀሳቐሱ ኣስተውዓለ። ድሕሪ'ዚ፡

'ንዘኾነ ዘንቀሳቐሶ፡ ኣንቀሳቓሲ ኣለዎ' ዝብል ርትዒ የምጽእ። ኣብ ኑብሲወከፍ ህሞት ዘጋጥም ምንቅስቓስ፡ ቅድሚኡ ብዝሓለፈ ምንቅስቓስ እዩ ዝፍጠር። ኣኳይናስ፡ 'እዚ ኣሰራርዓ'ዚ (sequence) ክሳብ ኢታእላውነት (infinity) ክቕጽል ኣይክእልን እዩ ... ኣብ መወዳእታ ናብቲ ቀዳማይ ኣንቀሳቓሲ ንበጽሕ። እዚ ቀዳማይ ኣንቀሳቓሲ፡ ብኻልእ ዘንቀሳቕሶ ኣይኮነን። ንሱ ድማ፡ እቲ ኩሉ ሰብ ኣምላኽ ዝብሎ እዩ' ናብ ዝብል መደምደምታ ይበጽሕ። (ሱማ ቴሎጂካ ቀዳማይ ክፋል፡ ካልኣይ ሕቶ፡ ኣንቀጽ 3) እዚ ኣኳይናስ ዝበጽሖ መደምደምታ ግን፡ ከም ኢማኑዌል ካንት ዝመሰሉ ዘመናውያን ነቐፍቲ ንጹግ እዩ።

ቶማስ ኣኳይናስ፡ ሰባት ሕጉስ ህይወት ንኽመርሑ ክቱር ባህጊ ከም ዘሎዎም፡ እቲ እንኮ ነዚ ባህጊዚ ዘሰምር መንገዲ ድማ ምስ ኣምላኽ ሕብረት ብምፍጣር እዩ፡ ብምባል ይመክር። ከም እምነት ቶማስ፡ ኣምላኽ፡ ደቂ-ሰብ፡ ንሓጥያት ስዒርም፡ ምስኡ ሕብረት ንኽምስርቱ ዘኽእሎም ጸጋ ይህቦም እዩ።

ኣኳይናስ፡ ንጉዳእ ርእሱ ከም ተማራማሪ ስነ-ሃይማኖት ደኣ'ምበር፡ ከም ፈላስፋ ይቖጽሮ ኣይነበረን። ከም ኣረኣእያ ኣኳይናስ፡ ፍልስፍናን ርትዕን ንስነ-ሃይማኖት ኣገደስቲ እዮም። ኣኳይናስ፡ ኑቲ ኣብ ዘመኑ ዝነበረ 'ፍልስፍና ንእምነት ዝጻረር ብምዃኑ፡ ክጽቀጥ ኣለዎ' ዝብል ግኑን ኣተሓሳስባ ብምብዳህ፡ ፍልስፍና ናይ እምነት መእተዊ (pre-amble) እዩ ዝብል ምጉት ኣቕረበ።

ከም ኣተሓሳስባ ኣኳይናስ፡ ደቅሰብ ክልተ ርትዓውያን ኣእምሮኣዊ ክእለታት ኣለዎም። እቲ ቀዳማይ፡ ርትዒ ወይ ናይ ምሕሳብ ክእለት እዩ። እዚ ክእለት'ዚ ንህዋሳዊ ዳታ ብምምስራሕ፡ ሓፈሻዊ መደምደምታ ንምግባር የገልግል። ንኣብነት፡ ሓዊ ርሱን እዩ። እቲ ካልኣይ ቀልቢ እዩ። ኣኳይናስ ነዚ ቀዳማይ መትከል ብምባል ይጽውዖ፡ 'ሰናይ ምግባር፡ ንእኩይ ምርሓቕ' ዝብል መደምደምታ ሓደ ኣብነት እዩ። ካብ ህዋሳዊ ተመኩሮ ምምሃር ንኹሎም ዝማዕበለ ኣእምሮ ዘለዎም እንስሳታት ዝተዋህበ እዩ። ቀልቢ ግን ንደቅሰብን መልኣኽትን ጥራይ እዩ ተዋሂቡ ይብል ኣኳይናስ።

መንግስታት፡ ንህዝቢ ከገልግሉን ዜጋታቶም ብጽቡቕ ጠባይ ዝሰነ ህይወት ንኽመርሑ ክደጋገፍዎምን ዘገድድ ሞራላዊ ሓላፍነት ኣሎዎም፡ ብምባል ቶማስ ይምጉት። ብተወሳኺ፡ መንግስታት፡ ኑቲ ንሱ ሰብኣዊ መሰላት ኢሉ ዝዘርዘሮም ማለት፡ ናይ ምንባር መሰል፡ ናይ ትምህርቲ መሰል፡ ናይ እምነት መሰልን ናይ መርዓን ወለድን መሰል ክይግህሱ ይመክር። ብተወሳኺ፡ ብሰባት ዝረቐቕ ሕጊ፡ ፍትሓዊ ምእንቲ ክኸውን፡ ምስ መለኮታዊ ሕጋጋት ዝጻረር ክኸውን ኣይግባእን፡ ይብል።

"ኣብ'ዛ ምድሪ፡ ካብ ሓቀኛ ዕርክነት ንላዕሊ ዝበልጽ ሓንቲ'ኳ የልቦን።"

ቅዱስ ቶማስ ኣኳይናስ፡ ካብ ናይ'ዚ ዓለም'ዚ ድኻምን ጻዕርን፡ ብ 7 መጋቢት 1274 ኣዕረፈ።



## ቋንቋ ጥቕሲ



"ንኽትህብትም ኢልካ ጥዕናኻ ኣብ ሓደጋ ኣይተውድቃ። እቲ ምንታይ ካብ ጥዕና ዚበልጽ ሃብቲ ስለዘየልቦ!"

ሪቻርድ ቤክር

ጽባሕ ንኽርህወካ፡ ሎሚ ፋሕተርተር ምባል ሰናይ ነገር'ዩ። ጉልበትካን ፍልጠትካን ከይበቐቐካ፣ ብኹሉ ጸዓትካ ንራህዋ ጽባሕ ከተማዕዱ ከሎኻ ግና፡ ንነብስኻ ክትርስዖ ኣይግባእን። እቲ ምንታይ ነብስኻ'ያ ነቲ እትምነዮ ባህታ እተምጽእን እተሰተማቕርን። ስለዚ፡ እቲ ዘድልያ ዘበለስ ኣይትብቀቐላ ደኣ! ልዕሊ ኹሉ ኸኣ ጥዕናኣ ሓልወላ።

ጥዕና፡ እታ መዳርግቲ ዘይብላ ሃብቲ ወዲ ሰብ'ያ። ብዘይ ጥዕና ኩሉ ኸንቱ እዩ። ኣብ ትሕቲ ዝኾነ ይኹን ኩነት ከኣ ንጥዕናና ልክዕ ከም ብሌን ዓይንና ክንከናኸና ይግባእ። ምኽንያቱ እናሓንሳእ ኣብ ጽዑቕ ስራሕ ንጽመድ'ሞ፡ ኩለንትናና ኣብቲ ብዋጋ ጻዕርና ክንረኽቦ እንኽእል ነገር ጥራይ የተኵር። ንኽንጽዕር ኮነ ፍረ ጻዕርና ንኸነስተማቕር ግና ጥዑያት ክንከውን የድሊ። እምበር ብዘይ ጥዕናስ ስድሪ'ኳ ክንሰጉም ኣይንኽእልን ኢና። ንጥዕናና ሎሚ እንተዘይሓሊናያ ድማ ጽባሕ ከተግድዓና እያ። ሓንሳእ ዝተሰናኸለ ጥዕና ድማ ናብ ንቡር ንምምላሱ ቀሊል ኣይኮነን። ስለዚ...

"ንኽትህብትም ኢልካ ንጥዕናኻ ኣብ ሓደጋ ኣይተውድቀ። እቲ ምንታይ ካብ ጥዕና ዚበልጽ ሃብቲ ስለ ዘየልቦ!"

# ሳይንስን ተክኖሎጅን

ለይላ ኻልድ

## ዕዉት ሂወታዊ ዋህዮ ብሶፍትዌር

ቅድሚ ቅሩብ እዋን ሳይንሳውያን እታ ቀዳመይቲ ዕውትቲ ሞዴል ዋህዮ ናይ ብንጽል ዋህዮ ዝቓሙ ሂወታውያን ብሶፍትዌር ከዳልዉ ብምኽኣሎም፡ ሂወት ብኸመይ ከምእትሰርሕ ንምጽናዕ ዘኽእሎም ዓቢ መሳርሒ ክውንኑ በቒዖም ኣለዉ።

ንሂወታዊ ዋህዮ ብናይ ኮምፕዩተር ሶፍትዌር ምውካሉ፡ ዋላ'ኳ ፍጹምነት ዘለዎ ስራሕ እንተዘይኮነ ኣዝዩ ኣገዳሲ መሳርሒ ምዃኑ ተመራመርቲ ስነ-ሂወት ይገልጹ። እታ መሳርሒት ተመራመርቲ ንዘካይድዎ መጽናዕቲ ቅድሚ ምስ ናይ ግዜን ገንዘብን ሃልኩ ኣብ ቤተ-ፈተነ ብግብሪ ምፍታኖም፡ ናይ ፈተነ ሓሳቦም ብኮምፕዩተር ኣቢሎም ንክካይዱ ሓጋዚት እያ። ክኢላታት ስነ-መድሃኒት'ውን ብወገኖም፡ ኣብ ምምዕባል ጸረ ታህዋስያን ኣብ ዘገድስዎም ኣካላት እቶም ሂወታውያን ጥራይ ኣተኩሮም ክሰርሑ ክኽእሉ እዮም። ተመራመርቲ ሂወታዊ ምህንድስና ድማ ተወርሶኣዊ ጅናት ብምስግጋር ፍሉይ ባህርያት ዘውንኑ ታህዋስያን ብምስራሕ ክሳብ ሃይድሮጅን ጋዝ ካብ ነዳዲ-ዘይቲ እተውጽኣሉ መስርሕ ክብጻሕ ከምዝከኣል ይዛረቡ። ብልጭኡ ድማ፡ ኣብ'ቶም ናይ ብሓቂ ሂወታውያን ዝኾነ ናይ ፈተነ ሓደጋ ከይወሰድካ ክረጋገጽ ዝከኣል ምኳኑ'ዩ። ካብዚ ሓሊፎም'ውን ብዝተራቐቐ መንገዲ ናይ ወዲ-ሰብ ዋህዮ ዘውክል ሞዴል ብሶፍትዌር ከማዕብሉ እንተክኢሎም፡ ንምርምር ዓውደ-ሕክምና ናብ ካልእ መድረኽ ዘሰጋግር እዩ ክኸውን። ዋላ'ኳ ግዜ ዝወስድ መስርሕ እንተኾነ፡ ኣብዚ እዋን'ዚ ኣብ ቤተ-ፈተነ ክምዕብሉ ዘይክእሉ ዋህዮታት ወዲ-ሰብ ብምህላዎም፡ እቶም ኣቓዲሞም ፈጺሞም ዘይግብራውያን ዝነበሩ ፈተነታት ንክዉንነት ክበቕዑ እዮም።

ብሓፈሻ ንዕማማት ነፍሲ-ወከፍ ጅናትን ሞለክዩላትን ዘውክሉ ሞዴላት ብኮምፕዩተር ፕሮግራም ምምዕባል፡ ኣብ ስነ-ሂወት ዝጸንሑ ኣገባባት መጽናዕቲ፡ መረዳእታን ምትእትታውን ናብ ካልእ ደረጃ ዘሰጋግር መቓይሮ ምዃኑ ሳይንሳውያን እቲ ዓውዲ ይሰማምዑ።



## ስምዒታዊ መጽሓፍ

ሓደ ዘመናዊ መጽሓፍ ገንጺልካ ብዛዕባ ሓደ ኣብ ጸሓይ ረጊጹ ዝንቀሳቐስ ዘሎ ሰብኣይ ተንቡብ ከም ዘለኻ እሞ ሕሰብ። ኣካላትካ ከመ ቅጽበት ክመውቕ ምተሰመዓካ፡ እዚ ሰብ ኣብ ሓደጋ ይወድቕ ዶ ይኸውን ኣብ ትብለሉ ድማ ኣብ ዓንዲ ሕቖኻ ቁሪ ቁሪ ዘብል ምንቅጥቃጥ ክስመዕካ ምጀመረ።

እዚ ግን ከመይ ኢሉ እዩ ክኸውን ዝኽእል?

እዚ ብመጽናዕታውያን ኢንስቲትዩት ቴክኖሎጂ ማሰቹሰት ዝተማህዘ ሓድሽ መጽሓፍ እዩ። እቲ መጽሓፍ ብሰንሰር ዘለዎም መዓጥቕ ኣቢሉ ምስ ኣካላት ኣንባቢ ዝተተሓሓዘ እዩ። እቶም ሰንሰራት ድማ ኣብ ነፍሲ-ወከፍ ገጽ ናይ'ቲ መጽሓፍ ዘሎ ስምዒታት ገጸ-ባህርያት ኣለልዮም ኣብ ኣካላት ኣንባቢ ከምዝድገም ይገብሩ። እቶም ሰንሰራት ንምቕት፡ ምንቅጥቃጥን ድምጽን ዝኣመሰሉ ስምዒታት ዝደግሙ እዮም። ብተወሳኺ ኣብ ገጻት እቲ መጽሓፍ 150




ኤልኢዲ (LED) ዝበሃሉ ብርሃን ምስ ዓለቦም ኤለክትሪክ ዘመንጭዉ ከም ውጺኢቱ ድማ መጽሓፍ ኣብ እትግልገለሉ እዋን ዝበርሁ ሙብራህታት ይርከቡ። ክሳብ ሕጂ በዚ ኣገባብ'ዚ 'ዘ ገልርል ሁ ዎዝ ፕላግድ ኢን' ዝርእስታ ብጀይምስ ትሪፕቲ ዝተጻሕፈት መጽሓፍ ጥራይ እያ ተዳልያ ዘላ። ኣብ ቀጻሊ ድማ ብዙሓት ክስዕባ ምዃነን ተፈሊጡ ኣሎ።

# ብሃይድሮጅን ዝሰርሕ ባትሪ

ብቕዓትን ጥቕምን ናይ ተንቀሳቐስቲ ተሌፎናት ካብ እዋን ናብ እዋን እናዓበየ ኣብ ዝኸደሉ ዘሎ እዋን ብዙሕ ኣቓልቦ ዘይተገበረሉ ዝመስል ክፋለን ባትሪ ኮይኑ እዩ ጸኒሑ፣ ካብዚ ተበጊሰን ድማ ገለ ትካላት ብዘለዉ ምልኣታት ክሕዝ ዝኽእል ተንቀሳቓሲ ባትሪ ክምስርሓ ጀሚረን ኣለዋ፣ ካብ ኣብኡ ናይ'ዚ ኢንተለጀንት ኤነርጂ(Intelligent Energy) ዝተሰምየ ኣብ ሰውጋቦሮ ብሪጣንያ ዝመደበሩ ትካል ብጸዓት ሃይድሮጅን ዝሰርሕ መምልኢ(charger) ምሂዙ'ሎ፣

እዚ ኣፕ ቻርጀር(Upp Charger) ዝተሰምየ ምህዞ ወላ'ኳ ብመሰረቱ ንእሽቶ ቀረብ ኤለክትሪሲቲ ዘይብሉ ክፋል ኣፍሪቃ ተባሂሉ ዝተማህዘ እንተኾነ፣ ድሮ ኣብ ዕዳጋታት ሕቡራት መንግስታት ኣሜሪካ ክወርድ ምኽኑ ተፈሊጡ'ሎ፣ እዚ ሓድሽ መምልኢ ዘይከምቶም ልሙዳት ናይ ሊትዮም-ኣዮን ባትርታት ብዘኣትወን ዝወጹን ሃይድሮጅን ዝተመልኡ ታኒካታት ዝሰርሕ እዩ፣ ኣዳለውቱ ከምዝሕብርዎ ንዝጠዝዋ ሞባይላት ዩኤስቢ ተሰኪዒ(USB port) ብምጥቃም ሓሙሽተ ግዜ ምሉእ ቻርጅ ክገብር ዝኽእል'ዩ፣ ኣፕ ቻርጀር ብቴክኒካዊ ኣሰራርሓኡ ባትሪ ዘይካ ሃይድሮጅንን ኣየርን ብምሕዋስ ጸዓት ዝፈጥርን ከም ወጽኢቱ ድማ ሃፋ ማይ ዝምስርሕን ቴክኖሎጂ እዩ፣ ስለዚ ዘይከም ካልኦት ተመሳሰልቲ ባትርታት ኣብ ክንዲ ምልኣት ኤሌትሪክ ብሓድሽ ሃይድሮጅን ምምላእ ጥራይ የድልዮ፣ እተን ተተካእቲ ታኒካታት ዳግማይ ብዙርቱዕ ማግዜት ሃይድሮጅን ክምልኣን ብቐሊሉ ክሰኩዓን ከም ዝኽእላ ኮይነን እየን ተዳልየን፣ እዚ ምህዞ ኣብ ቀረባ እዋን ብ199 ዶላር ኣብ ዕዳጋ ክትወርድ ትጽቢት ይግበረላ ኣሎ፣

ኣብዚ ግዜ'ዚ ብጸዓት ሃይድሮጅን ዝሰርሑ ባትርታት ኣብ ብዙሕ ካልእ መዓላታት ክውዕሉ ጀሚሮም ኣለዉ፣ ኩባንያ ቶዮታ'ውን ብወገና ብሓይሊ ሃይድሮጅን እትኸይድ ማኪና ኣብ'ዚ ዓመት ንዕዳጋ ንምውራድ ትሸባሸብ ኣላ፣

# ኣደናቒ ምንጪ ወርቂ ዓለምና

ኣብ ማእከል ኣስትሮፊዚክስ ሃርቨርድ ዩኒቨርሲቲ ዝተገብረ መጽናዕቲ፣ ምንጪ ናይ ዓለምና ወርቂ ካብ ምግጫው ናይ ዝሞቱ ከዋኽብቲ ክኸውን ከምዝኽእል ይሕብር፡፡ እቲ መጽናዕቲ ኣብ ልዕሊ ኣብ ቀረባ ርሕቀት ዘጋጠመ ናይ ጸርጊ ጋማ ኑትጉ ዝተገብረ ትዕዝብቲ ዝተመርከሰ ኢዩ፡፡ ኑትጉ ናይ ጋማ ጸርጊ፡ ምስ ምንታጉ ዝተተሓሓዘ ብርቱዕ ደገኣ፡ ናይቶም ልዑል ጸዓት ዘለዎም ጨረራታት ጋማ ኢዩ፡፡ እቶም መጽናዕታውያን እቲ ኑትጉ፡ ወጽኢት ናይ ዝተጋጨዋ ከዋኽብቲ፡፡ ወይ ሕመረት ናይ ኣቐዲመን ዝሞተን ከዋኽብቲ ክምዝኾነ ኣያም ዝኣምኑ፡፡

ብትዕዝብቲ'ቶም ሳይንሳውያን ኣብቲ ናይ ጋማ ኑትጉ ን2 ሰከንድ ዝኣክል ናይ ሓደ ካልኢት ዝጸንሐ ብልጭታ ከም ዝተዓዘቡን ቀጺሉ ብ ትሕቲ-ቀይሕ (infra-red) ዝተዓበለለ ደገኣ ብርሃን



ንውሑዳት መዓልታት ከምዝቐጸለን ይሕብሩ፡፡ ብቓላቶም ድማ "ድምቀቱን ባህርያቱን ከም ተራ ብምግጫው ናይ ፍጡናት ባእታታትን ኣከባብን ዝፍጠር ጸላዩ ምውቃኑ ማለት ኣብ ዕራርቦ ዝርአ ቀይሕ ሕብሪ ክመሳሰል ኣይክኣልን፡፡ እኳ ደኣ እቲ ደገኣ ካብ ጓና ራድዮኣክቲቭ(radioactive) ባእታ ዝመጸ ዝመስል ኢዩ ኔሩ"፣ ክብሉ ይዛረቡ፡፡

ኣባላት'ታ ጉጅለ ገለ ዓቕን ናይ ከም ወርቂ ዝኣመሰሉ ከበድቲ ባእታታት ኣብቲ ቦታ ተፈጢሮም ከምዝነኣፍፉ ኢያም ዝኣምኑ፡፡ መራሒ ናይታ ጉጅለ ኢዶ በርገር'ውን ብወገኑ "ብዓቐምትና 2 ናይ ኒውትሮን ከዋኽብቲ ኣብ ዝጋጨዋሉ እዋን ዝፍጠር ዓቐን ወርቂ ክንዲ ክብደት 10 ወርሕታት ክበጽሕ ዝኽእል'ዩ" ይብል፡፡ ምድግጋም ናይዚ ፍሉይ ክስተት ኣብ ግምት ብምእታው ድማ በርገርን ጉጅልኡን ኩሉ ኣብ ኣድማስ ዝርከብ ወርቂ ካብ'ዚ ፍጻመ'ዚ ከምዝመንጨወ ይግምግሙ፡፡

# ደረጃታት ምምሃር ቃላት ኣብ ህጻናት

መጽናዕታት ከም ዝሕብርዎ 18 ኣዋርሕ ዝዕድሚኦም ህጻናት መዓልታዊ ብዝምጋም ካብ 2 ክሳብ 5 ሓደስቲ ቃላት ይመሃሩ፡፡ ሓበሬታ ብኸመይ ኣሰላሰሎም ከምዝጸንዕዎ ዝገልጽ ሓበሬታ ግን ኣይጸንሐን፡፡ ኣብ ዩኒቨርሲቲ ሚዙዮሪ ኣብ ዝተገብረ ሓድሽ መጽናዕቲ ግን ህጻናት ኣብ ዝተፈላለየ ዕድመ ብዝተፈልየ መንገዲ ቃላት ከምዝመሃሩን ደረት ኣብ ሓደ መዓልቲ ክመሃርዎ ዝኽእሉ ብዝሒ ቃላትን ክፍለጥ ተኻኢሉ ኣሎ፡፡ እዞም ርኽበታት ወለዲ ህጻናት ደቆም ንዘመሃርዎ ብዝሒ ቃላት ከሀብትሙን ኣብ ዘረባን ቋንቋን ንዘድንገዩ ህጻናት ድማ ኣብ ምምሕያሾም ክተሓባበሩን ዝሕግዝ እዩ፡፡

ኣብቲ መጽናዕቲ ካብ 18 ክሳብ 36 ኣዋርሕ ዝዕድሚኦም ህጻናት ተሳቲፎም፡፡ መዓልታዊ ድማ ሸዱሽተ ሓደስቲ ቃላት ብንጽል ወይ ብጽምዲ ምስ ነገራት ብምትሕሓዝ ተማሂሮም፡፡ ንሓደስቲ ቃላት ብልክዕ ናይ ምግማት ክእለቶም ድማ ተመዚጊቡ፡፡

ኣብቲ መጽናዕቲ ዝተሳተፈት ተሓጋጋዚት ፕሮፌሰር ጁዲዝ ጉድማን ህጻናት ትርጉም ናይ ዘይፈልጥዎ ቃል ብልክዕ ናይ ምግማት ተኽእሎኦም ካብ 18 ክሳብ 30 ኣዋርሕ እናወሰኸ ከምዝኸይድ ትገልጽ፡፡ ንወጽኢቱ ድማ ብኸምዚ ትገልጽ፣ "እቶም ህጻናት ሓደ ሓድሽ ቃል ተዋሂቡዎም ኣብ መንጎ ዝፈልጥዎን ዘይፈልጥዎን ኣቕሓ ክመርጹ ምስ ዝቐርበሎም፡ ብቐጥታ ምስቲ ዘይፈልጥዎ ኣቕሓ የተሓሕዝዎ፡፡ ብዘውሰኸ ንሓደ ቃል ምስ ምሉእ ሓሳብ(context) ኣተኣሳሲርካ ናይ ምርዳእ ክእለቶም ምስ ደረጃ ዕድመ እናወሰኸ ዝኸይድ እዩ፡፡ እቶም ብዕድመ ዝዮዳ ዝዓበዩ ምስኦም ንእሽ ዝበሉ ብምውድዳር ሓታታይ ዝብሎን ዝጥምቶን ነገራት ብዙሕ ኣየተኣሳስሩን እዮም፡፡" ክትብል ተብርህ፡፡

ጉድማን ብዘውሰኸ ንደረት ብዝሒ ቃላት ብዝምልከት፣ እቶም ህጻናት ድሕሪ ሓደ መዓልቲ ካብቶን ዝተመሃርወን ሸዱሽተ ቃላት ኑተን ቀዳሞት ሰለስተ ጥራይ ክዝክሩ ከምዝኽእሉ ትሕብር፡፡ ህጻናት ኣብ ከባቢኦም ንምምሃር ዝሕግዝ ንዋት ክቐርበሎም ኣጉዳስን ብዝያዳ ቃልን ምስሎን ኣተኣሳሲርም ንኽመሃሩ ከም ዘኽእሎምን ትጸቅጥ፡፡ ካብዚ ተበጊሳ ድማ እታ ተሓጋጋዚት ፕሮፌሰር፡ ወለዲ ነዞም ኣብዚ ዕድመ ዝርከቡ ህጻናት ደቆም ብቐጻሊ ክዛረቡዎምን ኣሰምዎት ነገራት እናኣመልከቱ ክምህርዎምን ከምዝዮቦእን ንዕቤት ምምሃርን ምርዳእን እቶም ህጻናት ድማ ኣዝዩ ሓጋዚ ምኻኑ ተዘኻኽር፡፡

# ባህልን ስነ-ጥበባትን

# ዕላል ምስ ወይኒ ሓረግ ሃይለ

## “ነቲ ቃንዛኻ ነቲ ቁስልኻ ከም ትጻወሮ ዝገብርካ ህዝቢ እዩ”

ብዘርእሰናይ ዓንደብርሃን

*ወይኒ ሓረግ ሃይሉ፡ ሓንቲ ካብተን ህቡባትን ፍቱዋትን ከዋኽብቲ ተዋሳእቲ ሃገርና እያ። ኣብ 1973 ኣብ ሰታንታኦቶ - ኣስመራ፡ ተወሊዳ ዓብያ። ካብ 1992 ጀሚራ ከኣ፡ ኣብ ብዙሓት ናይ መድረኽ ድራማታት፡ ተኸታተልቲ ድራማታት ቴሌቭዥንን ፊልምታትን ክትሰርሕ ዝጸንሐት'ያ። ብመገዲ ስራሓታ ኣቢላ ከኣ፡ ኣብ ልቢ ኣፍቀርቲ ስነ ጥበብ ዝኣተወት ተዋሳኢት'ያ። ።*

*ወይኒ ሓረግ፡ ንልዕሊ ሓደ ዓመት ብሰንኪ ዘጋጠመ ሕማም መንሸሮ ጡብ፡ ኣብ ወሽጢ ሃገር፡ ሱዳንን ምስርን ሕክምና ክትከታተል ድሕሪ ምጽናሕ፡ ሕክምናኣ ዛዚማ ናብ ሃገራ ተመሊሳ ኣላ። ሕማም ወይኒ ሓረግ፡ ኣብ ህዝቢን ኣፍቀርታን ልዑል ሻቕሎት ፈጢሩ ዝጸንሐ እዩ።*

*ብዛዕባ ኩነታት ጥዕናኣ፡ ንዝሓለፈ ዓመትን መንፈቕን ካብ መንሸሮ ንምድሓን ዘካየደቶ ቃልሲ ብሰፊሑ ከተዕልለና ናይዚ ሕታም ጋሻና ገይርናያ ኣለና። ንሰርሓታ ዝድህስስን ወይኒ ሓረግ ከም ሰብ መን'ያ ዝገልጽን ሕቶታት'ውን ኣካል ናይዚ ጻንሖት እዩ። ወይኒ ሓረግ እውን፡ ቡቲ መለለዪኣ ዝኾነ ግሉጽነታን ዋዛኣን፡ ንሕቶታትና ምላሽ ሂባትሉ ኣላ። ሰናይ ንባብ!*



*** መጀመርታ እንቋዕ ብደሓን መጻእኪ። እንቋዕ ኣደ ደቅኺ ክትከውኒ ኣብቅዓኪ።**

- የቐንየለይ! ቀዳምነት ናብዚ ንኽበቅዕ ዘኽኣለኒ፡ ምድርን ሰማይን ዝፈጠረ ኣምላኽ የመስግኖ። ቀጺለ ነቲ ኣብ ትሕቲ ጉይታ ኩሉ ዝኻኣሎ ዝገበረለይ ህዝቢ ኤርትራ ከመስግን ይደሊ።

*** ዝሓለፈ ሓደ ዓመት መመላእታ፡ ኣብ ሱዳንን ግብጺን ሕክምና ኣብ ምክትታል ኢኺ ነይርኪ። ብዛዕባ'ዚ ከተዕልልና?**

- ቀድሚ ዓመትን ሸዱሽተ ወርሕን ኣብሉ ዝኸውን እየ ፈሊጠ። ሕማመይ ሃንደበት እዩ ነይሩ። ብውሽጢ ነይራ'የም ዝበሉዋ እምበር፡ ብደገ ዝርአ ነገር ኣይነበረን። ሃንደበት እያ ተራኢያ። እታ ዝተፈለጠትኒ ምሸት፡ ብዘይ ድቃስ እየ ኣውጊሐያ። ንጽባሒቱ ስእሊ ናይ ድራማ “ሰድራ” ነይሩኒ። ንሰደን ኣብ ጠብይ ገለ ጥረ ወጺኣትኒ ይብሉ። ጸኒሐ ኸኣ ንመሓዘይ ሰናይት ተኽላይ ይደውለላ። ንሳ ሓኪይም ተዘራረበለይ። ደም ተወሲዱ - ካንሰር ኣላትኪ ተባሂሉ፡ ሰንቢደ!

- ኩሉ ነገር ሃንደበት'ዩ ኩይኑኒ፡ ክቕበሎ

ኣይትኽእልኩን፡፡ ምኽንያቱ፡ ኣብቲ እዋን ኣብ ስራሕ፡ ኣብ ጉያ፡ ደቀይ ኣብ ምዕባይ እየ ዘለኹ፡፡ ፈጺመ ክጻወር ኣይክእልኩን፡፡ ከቢድ እዩ፡ ኣይትጻወርን ኢኺ፡፡ ኩሉ ነገር እዩ ዝጸልምተካ፡፡ ካብ ስራሕ ደው ኢለ፡ ነጠፍጠፍ ምባል ኣቋሪጸ፡፡ ቅድም ይፍለጠኒ ወይ ይሰቕ ነይረ እንተዘኸውን ምተቐበልኩዎ፡ ግና ኩሉ ነገር ካብ ትጽቢተይ ወጻኢ. ብምንባሩ፡ ክሰብ'ታ መጥባሕቲ ዝግበረሉ እዋን ኣይተቐበልኩዎን፡፡ መጥባሕቲ ንምግባር እውን ተደናገየ እየ፡፡

* እቲ ምኽንያት እንታይ እዩ ነይሩ?

- ሓቂ ዘይንገረኒ፡ ክመውት'የ እምበር ክሓዊ'የ ዝብል ትጽቢት ኣይነበረንን፡፡ ኢጋጣሚ ኣብ'ቲ እዋን ኣብ ሬድዮ ኑማ ቃለ መጠይቕ ኣግቢሮሙኒ፡ ድሕር ሕጂ ክሰርሕ ኣይክእልን እየ ጠጠው ክብሎ'የ ኢለዮም ነይረ፡፡ ምኽንያቱ፡ ኣብቲ እዋን ዝበረኒ ስምዒት ንሱ'ዩ ነይሩ፡፡ ሽዑ ንሽዑ ተዋሂቡኒ ዝነበረ ስርሓት ምምላስ ጀሚረ፡፡

ካልእ ጓለይ ሳዋ'ያ ነይራ፡ ወደይ ኣገልግሎት እዩ ነይሩ፡፡ ምሽ ኣሎ ሰብ ዝብሎ'ውን ብዙሕ'ዩ፡፡ ብባህልና ካንሰር እንተኾይና ካራ ኣይትፈቱን'ያ፡ በሊሕ ነገር እንተተንኪፍዋ ክትመውት ኢኻ ስለዝበሃል፡ እዚ ኣበሃህላ'ውን ጸልዩኒ ስለዝጸንሐ፡ ዝተፈላለዩ ሰባት'ውን ኦፕረሽን ክትገብሪ የብልክን ይብሉኒ ስለዝነበሩ፡ ኣይገብርን'የ ኢለ ኣብዩ፡፡ ክመውት'የ ኢለ ስለዝወሰንኩዎ ከኣ፡ ቢቃ ደቀይ ክኣኻኽብ ጥራይ እየ ዝብል ነይረ፡ ንኽመውት ማለት'ዩ፡፡

ድሕሪ ሽዱሽተ ወርሒ. ኣብሉ፡ ጓለይን ወደይን መጺኦምለይ፡፡ ቢቃ ሽዑ፡ ምሽት ምሽት ንሕና እናኣከብኩ፡ ክመውት ስለዝኾንኩ ተፋቐሩ፡ እዞም ዓበይቲ ንኣሽቱ፡ ተኸናኸቡዎም ይብሎም፡፡ ቢቃ ከም ስራሕ ሓዚየ፡፡ ዝውረሰን ዝምቀልን ስለዘይነበረኒ፡ ቢቃ እዚኦም ጥራይ ይላበዎም፡፡ ተተሓሒዝና ኸኣ ብኽይ ነምስ፡፡

ደሓር ግን፡ ብኽንደይ ሓይሊ. መጥባሕቲ ገይረያ፡፡ ኣዝዩ ነዊሕ ግዜ'ዩ - ሽዓኣ ክገብራ ነይሩኒ፡፡ ኣነ ግን ኣቕቢጸ፡፡

ንዶክተር ኣብርሃም ተኸለን መሓዛይ ሰናይትን 'ኣይገብርን'የ' ኢለ ኣቕቢጸዮም ነይረ፡፡ ሕሉፍ ሓሊፉስ ነታ ጸቒጣ መጥባሕቲ ግበሪ ትብለኒ ዝነበረት መሓዛይ፡ "እንታይ ኢኺ. ክትወርስለይ ኢኺ!?" ክሳብ ምባል በጺሐ፡፡ ንሳ ኸኣ፡ "ሸውዓተ ቁልዑኺ. ይወርስ እምበር፡ እንታይ ካልእ ዝውረስ ከይህልወኪ." ኢላትኒ፡፡ ምኽንያቱ፡ ዝመውት ጥራይ ኩይኑ'ዩ ዝስማዓኒ ነይሩ፡፡ መወዳእታኡ ግን ዶክተር ኣብርሃም ተኸለ፡ መጥባሕቲ ገይሩለይ፡፡ ዕዉት ከኣ ነይሩ፡፡ ንዶክተር ኣብርሃም ከማስገንኖ እንደየ ዝደለ፡ ግን ዝተገበረልካ ነገር እንተበዚሐካ … ምሽ ክትገልጾ የጸግመካ፡፡ ብዘኾነ ንዕኡን ንሰናይት ተኸለይን ብልቢ. የማስግኖም፡፡

* ብድሕሪ'ዚ. መጥባሕቲ ደኣ እንታይ ስለዝተረኽበ ኢኺ. ናብ ሱዳን ኣምሪሕኪ?

- እወ … ኣብዚ. መጥባሕተይ ምስገበርኩ፡ ተቐላጢፉ. ስራሕ ክጅምር ኢለ፡፡ ግን ደመይ ናብ ደገ ተሰዲዱ ተወሲኺ. መርመራ ይካየደሉ ነይሩ፡፡ እቲ ጸኪታት ክጸሪ ስለዝነበሮ፡ ናይ'ቲ ምድንጓየይ ዘኸተሎ ሳዕቤን'ውን ተወሲኺ. ሕክምና ክገብር ስለዝነበረኒ ንሱዳን ተባሂለ፡፡ ንዓይ'ውን ካብ ትጽቢተይ ወጻኢ. እዩ ነይሩ፡፡

እቲ ንሱዳን ዝተባሃልኩሉ መዓልቲ ልክዕ … ልክዕ ከምታ ካንሰር ኣለኪ. ዝተባሃልኩላ መዓልቲ እየ ሰንቢደ፡፡ ደንጊየ ዘምጻእኩዎ ሰቡብ እዩ፡ ሽዓኣ ገይረያ እንተዘኸውን ሱዳን ኣይምኸድኩን ኩይኑ ይስመዓኒ፡፡

ብድሕሪኡ ኩሉ ጸልማቲ፡፡ ክጸየ ኣለኒ፡ ካብ'ቲ ቀዳማይ ጌጋይ ክማሃር ኣለኒ. ኢለ፡፡ ግና እቲ ሸግር ዝቐለለ ኣይነበረን፡፡ እቲ ናብራ ናብራ ሱጥባዊ እዩ - ዓቕሚ የለን፡፡ ቁልዑ ኣለዉ. (ሸውዓተ ቁልዑ - ቀደም ኣዴታትና ከማን ክንድ'ዚ. ኣይወልዳን እየን ነይረን፡፡ ንስኻ ኸኣ ናተይ'ኳ ፍሉይ እዩ)፡ ብዘይብኡ ብባህርያይ ካብ ዓደይ ምውጻእ ኣይፈቱን'የ ነይረ፡፡ ግን ደቀይ ክርኢ፡ ንሕና ክድሕን ኣለኒ. ኢለ፡፡

ብኽንደይ ጉያ እዩ፡፡ ብምትሕብባር በዓል ደብሳይ ወልዱ፡ ሰናይት ክንፈታትን ጀሚርና፡፡ ምስ ንብዖት ዓይንኻ እዩ፡፡ ኑቲ ሓደ ነታ ሓንቲ ደቅኻ እናረኣኻ፡ ምንባዕ እዩ፡፡ መቸም ተጓይዩም፡፡ ከይደ፡፡

ኣብ ሱዳን ምስ ከደኩ ዝረኣየኒ. ዶክተር ዑመር ፋሩቕ ይበሃል፡፡ ኑቲ ዝተገበረለይ መጥባሕቲ ኣዝዩ ጽቡቕ ምንባሩ ገሊጹለይ፡፡ ንዶክተር ኣብርሃም'ውን ኣዝዩ ኣደኒቕዎ፡፡ ምሽ ኣሎ፡ ሕጂ ጸኪታት ገለ ኢና ክጽሪ እምበር፡ ንሳስ ምሉእ ብምሉእ ዳርጋ ቦርቂቑ ሰዲድዋ እዩ ኢሉኒ፡፡

* ሱዳን'ሞ ከመይ ተቐቢላትኪ?

- ከምቲ ዝበልኩኻ፡ ካብ ቀደመይ ፍጹም ደገ ናይ ምውጻእ ባህሪ ኣይነበረንን፡፡ ሱዳን ክኸይድ እንከለኹ ሰንቢደ እየ ደፊን ኢለ፡፡ ወርሒ. ምሉእ ካብ ገዛ ኣይወጻእኩን፡፡ ሰብ ኣይረኸብኩን፡፡ ቁጽሪታት ናይ ኢምባሲ. ገለ ጥራይ ወሲደ ነይረ፡፡ ዕድል ክገብር ኢጋጣሚ ደምጻዊ. ቃልኣብ ተወልደመድህን ሕክምና ክገብር ኣብኡ ነይሩ፡ ምምጻኣይ ሰሚዑ ይደውለለይ፡፡ ተራኺብና፡ ኣዕሊልና፡፡ ኣቐዲማ ካንሰር ሓሚማ ዝነበረት'ሞ ኣብ ጉረቤቱ ተኻርያ ትሕከም ሩታ ትበሃል ከምዝነበረት ይነግረኒ፡፡ ብናቱ ሓገዝ ከኣ ንሳ ናብቲ ዝሕከማ ዝነበረ ዶክተር ወሲዳትኒ፡፡ ሕክምና ጀሚረ … እንተዘይቀልጢፍካ እናገደደ'ዩ ዝኸይድ፡፡ ኣነ ኣብ ክልተ ሰለስተ ወርሒ. ክውድእ'ዩ ትጽቢተይ ነይሩ፡፡ ደሓር ግን ዓመት ወሲዱለይ፡፡

* መጀመርታ ሓደ ካብ'ቶም ከቢድ ቃልሲታት ዝሓለፍኩምሉ ሕማምኩ'ዩ፡፡ ከመይ ነይሩ ብወገንኪ?

- ናይ ብሓቂ ከቢድ ቃልሲ. እዩ፡፡ ናፍቖት ኣሎ፡ ክብደት ናይ መድሃኒት ኣሎ፡ ተስፋ ናይ ምርካብን ምስኣንን ቃልሲ. ኣሎ - ከቢድ እዩ፡፡

ዝገበርኩዎ ቃልሲ. ንምግላጽ ዓሰርተ መጽሓፍ እውን ኣይኣኽለንን እዩ፡፡ መድሃኒት ኣዝዩ ሓያል እዩ፡፡ የድሕነካ ስለዝኾነ እምበር ኣዝዩ ከቢድ እዩ፡፡ ሽዑ ኩሉ ነገር እዩ ዝጸልምተካ፡፡ ደቅኻ ኣብ ቅድመኻ ገይርካ ምጽማም'ዩ፡፡ እዋእ … ልዕሊ. ኩሉ ከኣ ህዝቢ. ነይሩኒ፡፡ እምበር በይነይ ደኣ ከመይ ገይረ?

ኣብ ዓለም ምሉእ ዘሎ ኤርትራዊ ብፍላይ ኤርትራውያን ኣብ ሱዳንን ግብጺን ብኣካል ይኹን ብቴሌፎን ካብ ንግሆ ክሳብ ምሸት፡ እንታይ ትገብሪ ኣለኺ፡ እንታይ ከጽምኣልኪ. ሕጂኸ እንታይ ደስ ይብለኪ. ይኸውን እናበሉ ደጊፎሙኒ እዮም፡፡ ምስ ዶክተራት የራኽቡኒ ዝድልየኒ ይቕርቡለይ ነይሮም፡፡

ኑቲ ቃንዛኻ ኑቲ ቁስልኻ ከም ትጻወሮ ዝገበርካ መን'ዩ እንተይልካ ህዝቢ. እዩ፡፡ ደስ ክብለካ ኩሉ ዓይነት ነገር ይገብረልካ፡፡ ካብዚ. ወድሓትካይ እዩ ወዲ ክስታየይ እዩ ዝብሎ ሰብ ኣይነበረን፡፡ ግን ኣብታ ዝተሳእኩላ ክሳብ ምሸት ህዝቢ. ምሳይ ነይሩ፡፡ ገለ ሰባት ደቂሰ እንትጸንሖ እውን … ክጸበዩኒ. ይጸንሑ፡፡ ከምዚኣ ሓሊፋያ ኣለ፡፡ እቲ ዋና ጉዳይ ሱዳናዊ፡ ግርም እዩ ዝብሎ ነይሩ፡፡ ደሓር መዓልቲ፡ 'እዚ. ኩሉ ሰብስ፡ ከመይ ከመይ እዩ፡፡ እዚኣ መን'ያ ይብል ነይሩ፡፡ ደሓር ፈሊጠ ይብለኒ፡፡ ንመዓልቲ ክንደይ ህዝቢ. ኣሎ ምሳይ፡ እንድሕር መድሃኒት ወሲደ ክንደይ ህዝቢ. ይሓድር ምሳይ፡ ምገረመካ፡፡ መድሃኒት እንተወሰደ ብፍላይ ሃለዋት ምጥፋእ ስለዝነበረ ኣይኣምኑኒን እዮም ነይሮም፡፡ ይፈርሑ ነይሮም፡ ክሕልወኒ. ይሓድሩ፡፡ ክሳብ ክንደዚ'ዩ ህዝቢ. ዘጠናኽረኒ ነይሩ፡፡

ናብ ግብጺ. ኣብ ዝምራሕኩሉ እዋን እውን ብዙመሳሰሊ፡ ናይ ኢምባሲ. ኤርትራ ኣብ ሱዳን ምስ ናይ ግብጺ. ኢምባሲና ተረዳዲኦ ኩሉ ኣጣጢሖሙለይ፡፡ በኢደም ዝበሃል ኩሉ ኣዳልዩ ተቐቢሉኒ፡፡ ገዛ ኣዳልዩሙለይ ነይሮም፡፡ ይኹን እምበር፡ ሰለሞን ኣዜብ (ሚሚ)'ን ዝበሃላ ኤርትራውያን ኣሕዋት፡ ጉዝና እያ ትኣቱ በይና ኣይትኸውንን እያ ኢለን ኣብዩ፡፡ ኣብ ገዛአን

ምስ ኣተኹ፥ ክልተ ወርሒ ኣይወጻእኩን።

ቀዳማይ ሕቡጥ ከሲ'የ ናብ ግብጺ ከይደ ነይረ። ሰሙን ከይገበርኩ ግን፡ ኑብሰይ ክምለስ ጀሚሩ ጸጉረይ'ውን ክሃቅል ጀሚሩ። ኣብ ግብጺ ብዙሕ ኣይተሳቐኹን። ኣምላኽ ዓቢ ነገር እዩ ገይሩለይ። ህዝብና'ውን ዘይርሳዕ ጦብላሕታ እዩ ገዲፋለይ።

*** ገለ ካብቲ ጦብላሕታታት እስከ ኣዕልልና?**

- ናይ'ተን ኣብ ሱዳንን ግብጺን ዝጸንሓኒ ንኣብነት ዘይነግረን። ኣብኡ ዘለዋ ኣሕዋትና ልዕሲ ዓቕመን እየን ዝሰርሓ - ስራሓን ከቢድ'ዩ። እተን ኣብ ግብጺ ዝቲታተላ ዝሰበራ ሕጂ ግርም'ዩ ዝነብራ። ናይ ግብጺ እንዳ ማዳም እዩ ዝበዝሐ። ኣብኡ ደውኣለን ክሰርሓ ወዲለን ኩሉ ኣካላተን'ዩ ብድኻም ዘቖንዘወን። ኣብ ከምኡ ወዲለን ኣብታ ዘዕርፋላ ንዓይ ይከናኸናኒ ።

ድኻመን ከርተትን ደርእየን። መዓልቲ መዓልቲ እዩ ሰብ ዝመጽኣኒ። ዚ'ውን ንሰን እየን ዝቕበላለይ። በዚ ከኣ ሕማመይ ኣረሲዔናኒ እየን። ከምዚ ካብ ሰዓል ዝላዊ ዘለኹ እምበር ካብ ካንሰር ኩይኑ ይስምዓኒ ኣይነበረን።

ንበዓት ኣሎ፡ ምሕራቕ ኣሎ። ካንሰርን ሓንጎልን ዝገርመካ ቀጥታዊ ምትእስሳር ኣለዎ። ሓሪቕካ እንተወዲልካ ብቑጥታ እናተፈለጠካ እዛ ጡብካ ክትክሉ፡ ተዛሪኻ እንተምሲኻ . ብኣንጻሩ ሩፍ ኢልካ ትድቅስ። ኣነ ከኣ ቁልዑ'የ ገዲፈ ነይረ። ብዙሕ ነገር ኣሎ። ብዙሓት ሰባት ግን ደዊሎም የረስዑኒ ነይሮም። ሕሉፍ ሓሊፍወን ገለኤን ደዊለን እንታይ ይብላኒ ነይረን ማስለኹ፡ 'ንሰኺ ብዛዕባ ሕማምኽን ኑብስኽን እንተዘይከይዱ፡ ብዛዕባ ደቅኺ ኣይትሕሰቢ። ከይደና ርኢናዮም ጽቡቕ ኣለው ዝብሉኒ ነይሮም። ሽዑ፡ እንድሕር ደቀይ ህዙቢ ሓዙሉይ ኣሎ፡ ንዓይ'ውን ህዙቢ ሓዙኒ እንተደኣሃልዩ ናተይ ሕማም ኣይነበረን። ተመስገን! ንኣምላኽ እውን ጥራይ ካብዚ ኣውጽኣኒ እምበር፡ ዘሕለፍኩዎ ከም መከራ'ውን ኣይዝክሮን'የ እየ ዝብሎ ነይረ። ኣቐሸሹቲ ኣይትብል መሻይኽ ኣይትብል ፈለስቲ . ኩሉ ሰብ ጸሎት ገይሩለይ። ዱዓ ተገይሩለይ። ብፍሉይ ንዓይ ተባሂሉ ብዙሕ እዋናት፡ ኣብ ዝተፈላለየ ክፋላት ዓለም ናይ ጸሎት መደብ ከምዝተገበረለይ ይነግሩኒ ነይሮም። እዚ ከኣ፡ ኑቲ ሕማም ከም ዝወጽኦ ገይሩኒ እዩ። ብዛዕባ ደቀይ፡ ብዛዕባ ማንተርያል እንተዝሓስብ . ግን እንድዒ!

ናይ ዓድና ገለ ነገር፡ ሓንቲ ስጉምቲ ከይከድካ ኢኻ ትናፍቖ። ህዝቢና ይፈትወና'ዩ። ገለ እዋን ንሕናስ እንታይ ኰይንና ከም ናይ ሆሊውድ ተዋሳእቲ ዘይረኸብና ገለ ዝብሉ እዋናት ነይሩ። ግና ካብ ውድቀትና ዘልዕለና ህዝቢ ኣሎና - ሚልየነራት ኢና። ዕድለኛታት ኢና።




*** ደገፍ ናይ ስድራቤትኪ ከመይ ይመስል ነይሩ?**

- ናተይ ሓገዝ ልዑል እዩ ነይሩ። ስድራቤትኪ ክትብለኒ እንከለኹ፡ ንዓይ ስድራቤተይ ዓባየይ፡ ኣደይን ደቀይን እየም። ዓባየይ፡ ብድሕረይ ነዊሕ ኣይጸንሐትን ብሞት ተፈልያትና። ተራ ናይ ደቀይ ከኣ ብፍላይ ናይተይ ዓብዩቲ፡ ኑየም ንኣሸቱ ንምልዓል ሓላፍነቶም ወሲዶም እዮም። ቀጻሊ'ውን ንሳቶም ብሳዕሲ ኩይኖም፡ 'ኣጆኺ ብኣና ኣይትሕሰቢ' እናበሉ ሞራል ከምዝሃቡኒ ገይሮሙኒ እዮም።

ናይ ኣደይ ነገር ግን ፍሉይ እዩ ነይሩ። ኣብ ዓዲ ጥልያን እያ ትቕመጥ። መዓልታዊ ክትድውለለይ እንከላ፡ ፈውሲ በርቲዑኒ ወይ ኣብ ሕማቕ ኩነታት ኣብ ዘለኹሉ ኣብ ትድውለለይ እዋን 'ከምኡ'ዩ ባህሪ ናይቲ ፈውሲ እዩ' እያ ትብለኒ ነይራ። 'ከምኡ'ዩ ዝጉበር ተቐበልዮ' እያ ትብለኒ ነይራ። ኣነ ግን 'እውይ ኣነ ጓለይ!' ክትብለኒ እየ ዝደሊ ነይረ። ንሳ ግን ናይቲ ሕማምን ፈውስን ብዙሕ ኣፍልጦ ነይሩዋ። ዋላ ክንበይት ናይቲ መድሃኒት እናፈለጠት፡ 'ከምኡ'ዩ' እናበለትያ ተፋኹስለይ ነይራ።

ደሓር ግን ሕክምናይ ወዲኤ ናጻ ተባሂለ ንዓደይ ይጠበስ ኣለኹ ምስ በልኩዋ፡ ቢቃ እቲ ሓቀኛ ስምዒት ወጺኡ። ንዓመት ምሉእ ዓቒራቶ ዝነበረት ስምዒት ሽዑ ወጺኡ። ቴሌፎና ደርብያ፡ ብዓውታ በኺያ። ብጠዘሐ፡ 'እውይ ኣነ ጓለይ፡ እውይ ጓለይ' ትብል ነይራ። ሰካ ዓመት ምሉእሲ እቲ ጨጓር ንውሽጢ እዩ ነይሩ ኢሉ። ስምዒታ ሓቢኣ ስለዝደገፈትኒ የመስግና።

ገለ ገለ ሕማምሲ ንሰናይካ'ውን ይኸውን እንድዩ፡ እቲ ካብ ግዜ ቁልዕነተይ ዝተፈለየኒ ኣቦይ ሃይለ ኣብርሃ፡ መጺኡ ኣብ ሱዳን ምስረኣየኒ፡ ዝተሰምዓኒ ስምዒት ሕጂ ክገልጸልካ ኣይክእልን እዩ።

*** ናይ ሃገርና ፊልምታት ኣብ ትርእየሉ እዋናት እንታይ ይስምዓኪ ነይሩ - ከይሓሰኺ?**

- ተመለሰ ክሰርሕ'የ ትብለሉ እዋናት'ኳ ውሑድ እንደዩ፡ ብፍላይ መድሃኒት ክትወስድ እንከለኻ ኩሉ ነገር ጸልማት እዩ።

ግን ዝሰማዓካ ስምዒት ከቢድ እዩ። ንኣብነት ንተኸታታሊት ድራማ "ስድራ" ብዓይኒ ቅንኢ እየ ዝርእያ ነይረ።

ከም ሰብ፡ ኣነ ፍጹም ቀናእ ኣይኮንኩን። ኣብኡ ግን ይቐንእ ነይረ። ካብ ምሐር ቅንኢ ከኣ እንታይ ይደጋግም ነይረ ማስለካ፡ (ሱሓቕ) "ኣነ ከኣ'ኮ ሙብዛሕትኡ እዋን በቲኣ እየ ኩፍ ዝብል ነይረ። እዋይ እዛ ገዛ ከኣ፡ ቀይርየር ኣብሎማ. . ገለ ገሉ፡ ዋላ ሓወየ እንተኸይድኩ"ሽ ተውዲኣዶ ትጸንሓኒ" ይብል ነይረ። ብፍላይ ስድራ፥ ናይ ብሓቂ ናይ ልቢ ስድራ ኢና ኩይንና። ዋላ ሓንቲ ክገልጸልካ ኣይክእልን እየ። ንህሉትካ ስምተኛ ሽሕ ናይ ቅንኢ ኣርኪቢትኒ ነይራ።

ኣነ እንተሃልየ፡ ደንጉዩም እዮም ዝኸዱ። ነዕልል. . ግዜ ከይተፈልጠና እዩ ዝሓልፍ ነይሩ። "እዋይ. . ኣነ ስለዘየለኹሱ፡ ሰእል ኣብሎም ቀልጠፎም ከይዶም ኣለው". . እንታይከ ዘይብል?

ኩሉ ናይ ስራሕ ዝኸሪታት ይረኣየኒ። ትፅንድረሉ ዝነበርካ መድረኽ፡ ኣብ ዓራት ብቑስሊን ቃንዛን ተታሒዝካ ክትርእዮ፡ ጸቡቕ ስምዒት ኣይስምዓካን እዩ።

ኣብኡ እንከለኹ ብዙሓት ኣነ ዝተሳተፍኩለን ፊልምታት ከም በዓል ሻቕሎት፡ ሱብ ምኽንያ. . ተፈንዎን ነይረን። ንዓይ መለሱ መደፋፍኢ እዩ ነይሩ።

*** ኣብቲ ናይ መጀመርታ ናብ ሱዳን**

**ዝሰደኽሉ እዋናት፣ ‘ወይኒሓረግ ሞይታ’ ዝብል ዘሰንበድ ወረ ተፈኒዩ ነይሩ። እንታይ ተሰሚዑኪ ሽዑ?**

- መጀመርታ፣ ሞይታ ከምዝተባህልኩ ኣይሰማዕኩን ነይረ። ደሓር ኣብ ቤተ ክርስትያን - ኣብ ሱዳን ተዘረበ። እታ ተዋሳኢት ቤኪ ሞይታ ምስ ተባህለ፡ ኣይ ስንባደ ኣይ ገሊ . ኩይኑ። ኣለኹ እንደየ ኣለ - እዋእ የለኹን ደየ - ኣነ ደየ ኣይኣነን? ክብል ጀሚረ (ሰሓቕ)። ቀዳማይ ዘሻቐለኒ፡ ናይ ደቀይ ነገር እዩ ነይሩ። ካብቲ ዝፈራሕክዎ እውን ኣይወጸኣኩን፡ ነታ ንእሽተይ ጓለይ ‘ሬሳ ቤኪ መዓስ’ዩ ዝኣቱ?’ ኢለን ሓቲተንኦ። ንሳ ግን፡ ‘ኣይሞተትን፡ ደዊላትልና እያ’ ኢላተን። እዚእ ሓንቲ ካብተን ከቢደይ ዝበልዓኒ ኣጋጣሚታት እያ። ዘስደመመትኒ ከኣ፡ ኣብ ሱዳን ንሓደ ሓውና ‘ሞይታ’ ይብልዎ። ንሱ ከኣ ቅድሚ ክልተ መዓልቲ ምስኣ እንደየ ነይረ ይብሎን። እታ ጓል ከኣ፡ ‘ሬሳ ዘፋነወት ጓል እንድያ ከይራትኒ’ ትብሎ። ሰንቢዱ፡ ደዊሉለይ ምህላወይ ምስ ኣረጋገጸ ኑተን ከምኡ ዝበላ ተምጽኣኣን ኢሉ ኣብ ዕግርግር ኣትዩ።

ብዘኸኦ ሕማቕ ወረ እዩ ነይሩ። ከምዚታት ወረ፡ ኣብይ ኣይኮነን ተጀሚሩ። ቅድሚ ሕጂ’ውን ንብዙሓት ዓበይቲን ፍሉጣትን ሰባት ከምዚ ዓይነት ወረ ተወርዩሎም ምንባሩ ንዝክሮ ኢና። ግን’ሲ ንምንታይ እዩ ሓንጎልና ክንደይ ነገር ክሓስብ እናኽኣለ ኣብ ከምዚ ነዋፍሮ? ዘየጋጠመ ነገር ከምዘጋጠመ፡ ገይርና ንዛረብሉ። እሞ ከኣ ጸባሕ ንግሆ ንዘይንደግሞ ነገር። ውሑዳት ሰባት ከምዚ ኢሎም ከውርዩ ኣይገርመኒን’ዩ፡ ህዝቢ ግን ነዚ ዘይተረጋገጸ ዘረባታት ኣብ ክንዲ ምቕባል ክምርምሮ ኣለዎ።

*** ሕጂ ኩነታት ጥዕናኺ ኣብ ከመይ ደረጃ’ዩ ዘሎ?**

- ከምቲ ኣቐዲመ ዝበልኩዎ፡ ኣብዚ መጥባሕቲ ገይረ እየ ከይደ። ምሉእ ብምሉእ እታ ጥረ ተሰዲዳ እያ። ብድሕሪኡ ኣብ ሱዳን ኬሞ ዝበሃል ፍወሳ ይከታተል ነይረ። ተወሳኺ ፍወሳን ምጽራይ ጸኪታትን ነይሩ። ብድሕሪኡ’ውን ኣብ ግብጺ ከይደ ናይ ጨረር ፍወሳ ንኽልተ ኣዋርሕ ተገይሩለይ። ሕጂ 85% ተኣልዩለይ ኣሎ። ነቲ ዝተረፈ ከኣ ኣብ ውሽጢ 5 ዓመታት ዝወሰድ መድሃኒት ተዋሂቡኒ ኣሎ። ብዘይካ’ዚ፡ ኣኣብ ሰለስተ ወርሒ ናብ ሱዳን ከይደ ምክትታል ክገብር’የ።

*** ህዝቢ እሞ ንወይኒሓረግ ዳግማይ ኣብ ፊልምታትን ድራማታትን ክርእያ ደዩ?**

- ብርግጽ እምበር። ኣቶም ሓገዝ ዝገበሩለይን ደሃይ ዝገበሩ ዝነበሩን ሰባት፡ ከምትሓወዪ ርግጸኛታት ኢና ጸሊናልኪ ኢና። ጥራይ ንስኺ ከድ ኢልኪ፡ እንተውሓደ ኣብ ስድራ ክንርእየኪ ኣሎና ኢሉ’ዩ ቃል ዘእትወኒ ነይሩ። ኣነ’ውን ቃለይ ኣየዕበርኩን። ድሮ’ኳ ናይ ስድራ ስእለታት ተሳኢለ ኣለኹ።

ኣምላኽ እንተፈቒድዎ እውን ከም ቀደመይ ክሰርሕ መደብ ኣሎኒ። እንተተኻኢሉ’ውን ምስ ክኢላታት ኩይነ ነቲ ዝሕለፍኩዎ ቃልሲ እትድህስስ ፊልም ወይ ዶኩመንታሪ ክዳሉ ሓሳብ ኣሎኒ።

ህዝቢ ይኹን መሳርሕትኺ ስለ ጥበበኛታት፣ ምምላስኪ ብሃንቀውታ ክጽበዩዎ’ዮም ጸኒሖም’ሞ፡ ከመይ ዓይነት ኣቀባብላ ጸኒሑኪ?

ልዕሊ ትጽቢተይ እዩ ኩይኑኒ። ክሳብ ሕጂ



ህዝቢ ይኹን መሳርሕተይ፡ “እንቋዕ ብደሓን ተመለስኪ፡ እንቋዕ ኣደ ደቅኺ ገበረኪ” እናበሉ፡ ጽቡቕ ኣቀባብላ’የም ዝገበሩለይ ዘለው። ሕጊስ ኢለ እየ ዘለኹ - ክሳብ ክንደዚ ኣብ ልቢ ሰብ ክትህሉ ዓቢ ዕድል’ዩ።

መዕርፎ ነፈርቲ ኣስመራ ኣብ ዝኣተኹሉ፡ ብዙሓት መሳርሕተይን ፈተውተይን መኻይናም ሸሊሞም፡ ዓጂቦም እዮም ገዚይ ኣእትዮሙኒ። ዓቢ ክብሪ’ዩም ሂቦሙኒ። ብድሕሪኡ’ውን ናይ ባህሊ ምሸት ኣዳልዮም ዘለገሰ ምሸት ከምዝሕልፍ ገይሮሙኒ። ብልቢ የመስግኖም።

ክሳብ ሕጂ’ውን ጽቡቕ ምንጾት ብዘገልጹለይ ሰባት ገዛይ ኣየዕረፈን ዘሎ። ንኹሎም ከኣ የመስግኖም።

ኣብቲ ናይ ባህሊ ምሸት ኣብ ዘስማዕክዮ ቃል፡ ‘ኣይርድኣናን እዩ እምበር ክንፋቶ መዓት ኢና’ ኢልኪ ነይርኪ’ሞ፡ እንታይ ማለትኪ ይኸውን?

ብፍሉይ እዮም ተቐቢሎሙኒ፡ ንዓይ ክብሉ ናይ ባህሊ ምሸት ገይሮሙለይ። ፍቕሪ ኣርእዮሙኒ። ኣብዚ ከለኻ ኣይርድኣካን እዩ፡ ሓንቲ ሰገማት ምስ ከደካ ግን ኩሉ ነገር ኢኻ ትናፍቕ።

ሽሕ’ኳ ኣርት ብዙሕ ኣታዊ ኣይሃልዎ፡ ግን ሰሓቕ ኣለዎ። እሱ’ዩ ከኣ ደሞዝና፡ ህዝብና’ዩ ደሞዝና. . ገዝእና። ኣርቲስት ሰሓቕ’ዩ ደሞዙ። ኣብ ሓንቲ ፊልም እንተተጠርኒፍና፡ ትፈላለ ኩይኑ’ውን ኣይሰማማዕንን እዩ። ምስኦም መሳርሕተይ ፍቕሪ ኢና ኣትሪፍና። እዚ ከኣ ምስ ተፈለኻ እዩ ዝርድኣካ።

**ኑኦም ፍሉይ ሓገዝ ዝገበሩልኪ ከተማስግኒ ዕድል ክንሀበኪ?**

- ኩሉ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ምሕዋየይ ፍሉይ ሓገዝ ገይሩ እዩ። ምስጋናይ’ውን ወሰን የብሉን። ብምሉኦም ደኣ እዛ መጽሔት እውን ኣይኣኽለን እዩ። ነታ ህይወተይ እንደየም ጉይዮም፡ ኣብ ልበይ እያ ዝጽሕፎም።

ካብኡ ናብኡ ግን ሳምሶን ትካቦ (ወዲ ትካቦ) ካብ ኣመሪካ፡ ሓብተይ ቤትኤል ሃይለ (ኩኩ)ንሽዋ ቢተው (ጓል ቢተው)ን ከይመስግኖም ይደሊ። ከምኡ ኢለ ናብ ዓደይ ንኽምለስ ዝገበርዎ ተራ እምብዛ ዓቢ እዩ። ኣቶም የዕሪፍኪዮ ደቂሰኪዮ፡ ቁልዑ ደሃዮም ገይርና ኢና ኣይትሰክፊ ዝብሉኒ ዝነበሩ ከም በዓል ናይ ቀደም ናይ መድረኽ ተዋሳኢይ ዝነበረ ሕጂ ኣብ ስዑዲ ዓረብ ዘሎ ፈረጅ መሓመድ፡ ሰሎሞን ኢሳቕ፡ ረዘነ ተስፋይ፡ ግርማይ ሓወይ ዓመት ምሉእ፡ ብውሑዱ ኣብ መዓልቲ ክልተ ግዜ እናደወሉ ደሃይ ይገብሩ ነይሮም። ዓቢ ምስጋና ይግበኦም።

ኣብ ዓዲ እንግሊዝ እትቕመጥ ምሕረት የማን ኣቐዲመ ዘይፈልጣ ዝነበርኩ፡ ልክዕ ኣደ ደቀይ ኩይናትኒ እያ። ከመስግና ይደሊ። ኣብ ምምጽኣይ እያ ሰኣልኺ ሰደድለይ ኢሊያ። ካልኦት ብዙሓት ኣሕዋት’ውን ኣለው። ማማ ብርሃን ካብ ግብጺ ዝገበራለይ ሓገዝ’ውን ዝርሳዕ ኣይኮነን።

ናይ ካንሰር ሕሙማት ነይሮም ዝሓወዩ ከም በዓል ፍረወይኒ፡ ብዛዕባ’ቲ ሕማም ብዙሕ ኣፍልጦ ዘለዎ ክፍሎም ባህታ፡ ሩታ ዓዲ እንግሊዝ - ሕማመይ ዝገልጹለይን ሞራል ዝሀቡኒን ኣገዶን ኣገዶን ብዙሓት’የን መግለጺ የብሉን። ኤምባሲ ኤርትራ ኣብ ሱዳን ኣቶ ኢብራሂም ከየማስገንኩዎ ክሓልፍ ኣይደልን እየ። ከምኡ’ውን ኣብ ግብጺ ዝተቐበለኒ በኒያም የመስግኖ።

ኣይውድኡን እዮም።. . ናይ ቀደም መሓዙተይ፡ ኣብዛ ጉድና ኣነ እየ ዘዋጽእ ኣነ’ባ

እናበሉ ዝሓዝዙኒ ብዙሓት እየም። ከምኡ'ውን ናብ ደቀይ እናተመላለሱ ኣጆኹም ዝበሉዎም መሓዙተይን መሳርሕተይን የመስግኖም።

ልዕሊ ኩሉ ከኣ ኣደይን ደቀይን ብሞራል ስለዝደገፉኒ የመስግኖም። ብፍላይ ብፍላይ ኑታ ኩለንትናይ ዝኾኑኒ መሓዛይ ሰናይት ከኣ ክሳብ ብህይወት ዘለኹ ዝርስዖኪ ከይመስለኪ! (ዝኣ ብፍላይ ኣጸቢቓካ ጸሓፈለይ) . . . እወ ክትርስዒ ኣልኪ ከይትሓስቢ በለለይ።

ኣደ ደቀይ ክኾውን ዝገበረ ህዝቢ እንደዩ፡ ኣብ ዓለም ምሉእ ዘሎ ኤርትራዊ ዘይሓገዘኒ ኣሎ ክበሃል ኣይካኣልን እዩ።

II

ካብዚ ሰዒቡ ምስ ወይኒሓረግ፡ ብዛዕባ ናብ ሕክምና ቅድሚ ምእታዋ ዝበረ ስራሓታ ኢና ኣዕሊልና።

*** ቅድሚ ነዊሕ እዋናት፡ ከም በዓል 'ቤኪ'፡ 'ብሪ' . . ካልኦትን፡ ዳርጋ ንስምኪ ዝተካእ ገጸ ባህርያት ሒዝኪ ኢኺ ተዋሲእኪ ነይርኪ። ኣብዚ ቀረባ ዓመታትከ?**

- መብዛሕትኡ ዝወሃበኒ ገጸ ባህሪ ትፈልጥ ኢኻ ምሽ. . ውዕይቲን ዘራጊቶን እዩ ዝወሃበኒ። ዳርጋ ፍሉይ ባህሪስ ኣይወሃበንን እዩ። ኣብ "ወርቃዊት" ትብል ፊልም ፍሉይ ባህሪ ሒዘ ሰሪሐ ነይረ። ግን ህዝቢ ኣይተቐበለንን። ከምዚስ ኣየጸብቐልክን እዩ ዝብል ርእይቶታት እዩ መጺኡኒ። እንድዕለይ ድሕር ሕጂ'ውን ከምኡታት ክሰርሖ ደየ እየ ዝብል።

ኣብ "ደበስ" ትብል ፊልም እውን ነይረ፤ ካልእ ባህሪ ተዋሂቡኒ ሰሪሐ። ግን ኣብኡ'ውን ተመሳሳሊ ርእይቶ እዩ መጺኡኒ። ሓደ ሓደ ግዜ ዘየምጽኣኩዎ ደየ ኩይነ ኣለ እየ ዝሰቕል።

ኣብ ከም በዓል፡ ሰብ ምኽንያቱ፡ ቬሎ ዝበላ ፊልምታት ግን ከምቲ ዛህረይ ዓይነት ማለት፡ ውዕይቲ፡ መዋቐዲትን ጉበራት ክፉእን ገለ ኩይነ ሰሪሐ ነይረ። ኣብ ቬሎ ዘላ ገጸ ባህርያ፡ ክፉእ ዘለዋ ኣይኮነትን፡ ክቱር ፍቕሪ ቬሎ ዘለዋ እያ ነይራ፤ ብኮሚድያዊ መገዲ ዝቐረበት እያ ነይራ፤ ብፍሉይ ዝዝክራ ድማ'ያ።

ከምቲ ኩሉ ግዜ ዝዛረበሉ፡ ሓደ ብፍቕሪ ዝተሰርሐ ነገር ገና ኣብ ስራሕ እንከሎ፡ ውጽኢቱ ይፍለጠካ'ዩ። ንሳ ከኣ ሓንቲ ካብኣተን እያ ነይራ፤ ዝገርመካ ንሳ ክትሰርሖ እንከላ፡ ናይ ገዛ ጸገማት ነይሩኒ በዚ ነይረ። ክህቡኒ ምስ መጽኡ፡ ክኸውን ኣይክእልን'ዩ ኢለ ኣቕቢጸየም ነይረ። ንሰም ግን፡ ዋላ ኣይትሰርሕያ ኣንብቢያ ኢሎም ገዲፎሙለይ ከይዶም። ምሉእ ለይቲ ከንብቡ

በይነይ ክስሕቕ ሓዲረ። እዚኣ እንተሓሊፋትኒ ደኣ ሰቕ ኢልካ እንደዩ ኢሉ፡ (የቐናኣካ እንደዩ ሓደ ሓደ ግዜ ምሽ?) ንኣቶም'ውን፡ ኣብ ጸገመይ እናደገፉ ሰሪሕናያ። ብዙዮቦእ ከኣ ተረዲኣሙኒ። ደራሲ ናይታ ፊልም ስምኦን ሓጎስ ከምኡ ከኣ ዳይረክተር ሚዙራ ክሳብ ኣብ ገዛይ እናመጽኡ ከኣ የለማምዱኒ ነይሮም።

*** ሓደ ተዋሳኣይ ውሱን ወይ ተወራራሲ ገጸ ባህሪ ጥራይ ዝሰርሕ እንተኾይኑ፡ ንብቕዓቱ ኣብ ምልክት ሕቶ ኣየውድቖን?**

- እንድዒ ርግጸኛ ኣይኮንኩን። ንኣብነት፡ ኣብ ናይ ዓድና ፊልምታት ኩነ ተዋሰኣታት ዝተፈላለየ ባህርያት ሒዘን ብብቕዓት ክዋስኣ ዝረኣኹዎም ኣለዉ። ኣጽብሀት ንኣብነት ኣብ ሓንቲ ፊልም ርግጽምቲ ሓማት ኩይና ኣብ ካልእ ከኣ ብኣንጻሩ ለዋህን ርህርህትን ኩይና ክትሰርሕ ርእየያ ኣለኹ። ካልኦት ብዙሓት'ውን ከምኡ።

ተዋሳኣይ እንተኾይንካ፡ ግድን ኑቲ ዝተዋህበካ ተራ ክተምጽኦ ኣለካ። ኣነ ሕጂ፡ መጠፋፍኢት፡ መዋቐዲት ጉበራት ክፉእ . ስለዝኾንኩ ኣይኮንኩን እቲ ባህርያት ዝወሃበኒ። ምስተወሃበኒ እየ ዘምጽኦ።

ቡቲ ካልእ ወገን ዋላ ኣብቲ ዝማዕበለ ናይ ፊልም ኢንዱስትሪታት ከም በዓል ሆሊውድ፡ እቲ ተጻዪ (ኣሳሲኖ) ከም ተጻዪ፡ እቲ ቅኑዕ እውን ከም ቅኑዕ ኩይናም ኣብ ብዙሕ ፊልምታት ክሰርሑ ትርእየም ኢኻ፤ ዕውታት'ውን ይኾኑ።

ብኽልተኡ መገዲ ክርእ ዝካኣል እዩ።

*** ተዋሳኢት እንተዘይትኾኒ እንታይ ምኾንኪ ነይረ ትብሊ?**

- እዋእ! እንታይ ፈሊጠ ... ከም ህዝበይ ዝኾነ ዓይነት ስራሕ ምሰራሕኩ ነይረ ይኸውን።

*** ኣብ ምኽባር ግዜ ትሕመዪ ኢኺ?**

- እወ፡ ምስ ምግፋሕ ሓዳር ደዩ ዋላስ ባህርየይ እዩ እንድዒ ይድንጉ እየ። ኩልሳዕ ከመሓይሽ እየ ዝብል። ከመሓይሽ ይኽእል ደየ ኣይክእልን ግን. . . (ስሓቕ)

*** ብልጫታት ወይኒሓረግ እንታይ እዩ?**

ፈቃር ምኳና!

*** ወይኒሓረግ ብሓንቲ ቃል ግለጽያ?**

ጥዕምቲ . . . (ኣደይ ፍቓዱ)

*** ድኽም ሸነኽ ወይኒሓረግከ?**

- ግዜ ዘይምኽባር ጥራይ

*** ትፈትውዮ ዓይነት መዚቃ?**

- ዝሕል ዝበለ መዚቃ'የ ዝፈቱ፤ ብፍላይ ናይ የማነ (ባርያ) ደርፍታት ከኣ፡ ኣብ ደመይ ኣትዮም እየም።

*** ትፈትውዮ ዓይነት ፊልም?**

- ዘይተጋነነ ፍቕራዊ ዛንታታት ዝሓዘ



ደቂ ወይኒሓረግ

*** ትፈትውዎ ዓይነት መግቢ?**

- ስጋ እዩ ነይሩ፡፡ ሕጂ ግን ተኣጊደ ኣለኹ፡፡ ሓምሊ ወዲ ሓምሊ ምብላዕ ጀሚረ ኣለኹ፡፡ ፍቕሪ ስጋ ከይተርፍ ግን፡ ዋላ ኣይብላዕ . . ኣብ መንጎ እቲ ሓምሊ ኩፍ ኣቢለ፡ ንዕኡ እናራኣኹ'የ ዝበልዕ፡፡

*** ትፈትውዎ ዓይነት ማስተ'ኳ ምሕታት ዘድሊ ኣይመስለንን?**

- ጸሚቕ ስጋም ዲኻ ክትብል (ሰሓቕ) ነይሩ ... እንታይ'ሞ ይዓብስ ንሱ'ውን ካብቶም ዝተኣገድኩዎ ኩይኑ፡፡ ካብቲ ዝፈትዎ ይፈላልዩኒ ኣለዉ (ሰሓቕ)

*** ዝበለጹ ገጸ ባህርያት?**

- ብራ፡ ቤኪ፡ ፈዮሪተ (ቬሎ)፡ . . .

*** ተድንቖዮም ተዋሳእቲ?**

ብሓፈሻኡ ኣብ ሜዳ ዝፈረዩ ተዋሳእቲ እየ ዘድንቕ፡፡ ንምንታይ ንሕናስ ንዕኦም ንምምሳል ኢና ንገዩ ዘለና - እንተኽኢልናዮ፡፡

*** ዝዝሃኽሉ ኣጋጣሚ?**

- ካንሰር ኣለኪ ዝተባሃልኩላን እታ ንሱዳን ክበገስ ዝተነገርኩላን፡፡

*** ዝተሓጎስኩሉ?**

- ኩልግዜ - ብዘይካ እዘን ክልተ ኣጋጣሚታት

*** ወይኒሓረግ ከም ሰብ ከመይ እያ?**

- ኣነ ክርእያ እንከለኹስ ጥዕምቲ ኩይና ትስምዓኒ፡፡

*** ኣዚኺ ትፈትውየን ክልተ ፊልምታት ሃገርና?**

- ሃይስኩልን ኣፍሮን (ሳልሰይቲ ክወሰኽ እየ) መን ከም ህያብ

*** ካብ ናይ ደገኸ?**

- Pretty woman ከምኡ'ውን my best friend's wedding

*** ኣብ ህይወትኪ ክትረኽብዮ እትደልዩ ሰብ?**

- ኣሚታ ባቻን

*** እንታይ መዕለልክዮ?**

- ትምህርቲ እናብኩርና ንርእዮ ምንባርና ምግበርኩዎ፡፡ ኣድናቖተይ'ውን ምገለጽኩሉ፡፡

*** ክትርእይያ ትብህጊ ካብ ከተማታት ዓለም?**

- ዋላ ሓንቲ የላን፡፡

*** ሓዊኺ ምስተባዕልኪ መጀመርታ ክትሓቑፍዮ ዝተመነኺ ሰብ?**

- ንዓበይይ (መዋስእተይ) - ኣነ ናብ ሕክምና ንሱዳን ምስኣምራሕኩ'ያ ብድሕረይ ዓሪፋ፡፡ ናጻ ምስተባህልኩ ዋላ ንሓንቲ ሰሙን ክትጸንሓለይ ተተምኒየ፡፡ ዕድል ግን ኣይገበርኩን፡፡

*** ኣብ መወዳእታ ክትብልዮ ትደልዩ?**

- እወ፡፡ ብዙሕ ሕማም መንሽሮ ብፍላይ'ኳ መንሽሮ ጡብ ክዘረብ ምደለኹ፡፡ ኣብ ዓድና፡ መንሽሮ ኣይትሓውን እያ፡ ካራ ክትንክፍ የብላን ዝበሃል እምነት ኣሎ፡፡ እዚ ከኣ ንብዙሓት ደቀንስትዮ ኩፍ ኢሉን ሞተን ከምዝጸብያ ገይሩወን ኣሎ፡፡ እዚ ግን ጌጋ እዩ፡፡ ናተይ ተመኩሮ እኹል መምሃሪ ክኸውን ይኽእል እዩ፡፡ ብቐልጡፍ ናብ ሕክምና እንተኸይደን ክሓውያ ይኽእላ እየን፡፡ ከፈርሓ የብለንን፡፡ ንብዙሓት ከምዚ ዝበለ ጸገማት ዘጋጠመን ደቀንስትዮ ዝረኸብኩወን ኣለዋ፡፡ ብሓፈሻኡ ተቐላጢፈን ሕክምና እንተኻይደን ክሓውያ ከምዝኽእላ ክረጋግጸለን እደሊ፡፡

ነመስግነኪ!

## ካብ ዲያሪ ወይኒሓረግ

31-12-2013

ሰዓት 10፡00

ኣብ ሱዳን ካብ ዝመጽእ ወርሒ ኣቑጺረ ኣለኹ፡፡ ሎሚ ናይ መጀመርታ ሕክምናይ ኣካዪደ፡፡ ናይ ራጅን ኣልትራሳውንድን መርመራ ገይሮሙለይ፡፡ ናብ ዶክተር ቀሪበ ቋንቋ ስለዘይፈልጥ ዝረኸብኩዎ ሽግር ባዕለይ ይፈልጦ፡፡ ዘሎኒ ፍርሒ እውን ስማይ እዩ ዓሪጉ ዘሎ፡፡

ሕጂ ኣብ'ዛ ሰዓት እዚኣ፡ ጋውን ገይረ ኣብ ኣፍደገ እቲ ሕክምና'የ ዘለኹ፡፡ ሓደ ሸውዓተ ዝኾና ኣንስቲ ሱዳናውያን ልክዕ ከማይ ጋውን ዝገበራ፡ ምሳይ ኣለዋ፡፡ ኩለን ሕጉሳት ኣይመስላን፡፡ ፍርሒ ኣብ ነፍሲወከፍ ሰብ ነይሩ፡፡ ኣነ ኸኣ ብኸዪ ብኸዪ ይመጽኣኒ ኣሎ፡፡ ንምንታይ?

ኣደይ፡ ደቀይ፡ ኣሕዋተይ፡ ደቂ ገዛውተይ፡ ጉረባብተይ ንፍቕ ኣቢለዮም፡፡ ንምንታይ ሎሚ ድሮ ሓድሽ ዓመት እዩ፡ ምስኦም ስለዘሕልፎ ዝበርኩ፡፡ ሕጂ ግን ኣብ ዘይፈልጦ ዓዲ ምስ ዘይፈልጦም ሰባት ኣለኹ፡፡ ሓድሽ ዓመት ደቂ ገዛውተይ ከመይ የሕልፍዎ ይኾኑ? ደቀይከ እንታይ ይሰምዖም ይህሉ? ሓድሽ ዓመት ብዘይወላዲት!?

ዓሚ ኣበይ ነይርና? ደገ ወጺእና ተዛዊርና፡ ልክዕ ኣብ ኣፍደገ ገዛና ክንበጽሕ ተተኩሱ፡፡ ኣብ ኣፍደገና እታ ዝፈትዋ ጉረቤተይ - ኤደን ጸኒሓትና፡፡ ጸቡቕ ትምኒት ብምምናይ ድማ፡ ገዛና ኣቲና፡፡ ክልቴና ኸኣ እዛ ዓመት፡ ዓመትና ክትከውነልና ትምኒትና ተገላሊጽና፡፡ ንዓይ ግን ዓመተይ ኣይገበረለይን፡፡

(ድሕሪ ሒደት ኣዋርሕ ናይ'ዛ ጽሑፍ፡ ጉረቤት ወይኒሓረግ ዝኾነት ኤደን እውን፡ መንሽሮ ሓሚማ ናብ ሱዳን ሰዲባ፡፡ ሕጂ'ውን ኣብኡ ሕክምናኣ ኣብ ምክትታል ትርከብ፡፡)

***

21-1-2014

እታ ተሃዊኽለ ዝበርኩ፡ 'ዕለተይ' ሎሚ ተኻኢራ፡፡ እቲ ዶክተር ክሳብ ዘረባኡ ዝውድእ ተሰፋ ኣይቈረጽኩን ነይረ፡፡ ዋላ ሓንቲ የብልክን ክብለኒ ተጸብየ፡፡ ኩሉ ግን ብኣንጻሩ ኩይኑ፡፡ ኦፕረሽን ከምዝግበርን ከምኡ'ውን 8 ኬሞ መድሃኒት ክወስድ ተነጊሩኒ፡፡ እቲ ብዕላል ዝፈልጦ መድሃኒት፡ ክወስድ ምኽንያይ ምስተነገርኩ ሰንቢደ፡፡ ኣቢዔ - ብኸንደይ ሓይሊ እየ ተኣቢደ፡፡ እቲ ዘፍርሓኒ መድሃኒት - ጸጉርኻ ዝመልጥ፡ ነብስኻ ዘቐስል፡ መግቢ ዘየብልዕ ምኻኑ ስለዝተነገረኒ ክፈርሕ ግድን'ዩ፡፡

ከመይ ከምዝኾንኩ ንባዕለይ ኣይርድኣንን እዩ፡፡ ኩሉ ስራሕ ኣምላኽ እንድዩ፡ ስቓይ ግን ፈጺመ ኣይፈቱን እየ፡፡ ንሞት ግን ፈጺመ ኣይፈርሓን እየ፡፡ ሕጂ ኩሉ ነገር ተቐቢለዮ እየ፡፡ ኣቢዔ፡ በኽየ ሓዚነ ዘምጽኦ ለውጢ ስለዘየለ፡ ጉዳይ ደቀይ ንስላሴ ሂበ ተቐሪበ ኣለኹ፡፡

## ስፖርት

# ቱር ደ ፍራንስ

## * ጉዕዞ 101 ዓመት ብዘይ ኣፍሪቃዊት ጋንታ

ኤርምያስ ገብረልኡል

ኣብ ውድድር ሻምፕዮን ኤርትራ 2008 እዩ። ድሕሪ ሰዓታት ዝወሰደ ውሳነ ዕዉት ናይቲ ውድድር፡ ሻምፕዮን ምዃኑ ዝተበሰረ ተቐዳዳማይ ክለብ ዞባ ደቡብ ዳንኤል ተ'ኽለሃይማኖት፡ ናብ መቕረጺ ድምጺ ብምቕራብ፡ "ሻምፕዮን ኤርትራ ብምዃነይ ሕጉስ እየ። ሕልመይ ግን ኣብ ውድድር ቱር ደ ፍራንስ ምውድዳር እዩ" ክብል እዩ ምስ'ቲ ዝቖጸ ርሃጹ ተዛሪቡ። ብዙሓት ኣብ ኮረሻ ብሽክሊታ ተቐሚጦም፡ ብዛዕባ 'ቅልጣፈ' ጥራይ ዘውግዑ ተቐዳደምቲ ብሽክሊታ፡ ሕልሞምን ባህጎምን ቱር ደ ፍራንስ ካብ ዝኾነ ዓመታት ኣሕሊፉ እዩ - ብፍላይ ኤርትራውያን መንእሰያት ተቐዳደምቲ። እዚ'ሞ ድማ፡ እቲ ንልዕሊ ሓደ ዘመን ብዘይ ኣፍሪቃዊት ክለብ ክካየድ ዝጸንሐ ቱር ደ ፍራንስ ታሪኽ ክስንድ ወሲኑ ኣሎ። ብመገዲ'ታ ንሰለስተ ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ዳንኤል ተ'ኽለሃይማኖት፡ መርሃዊ ቁዱስን ናትናኤል ብርሃነን ዝሓቘፈት ኤምቲኤን ኩቤካ፡ ሕልሚ ዳንኤልን ብጾቱን ድማ ግሁድ ክ'ኸውን ኣብ ጥርዚ በጺሑ።

ኣብ መፋርቕ ወርሒ ጥሪ 2015፡ ወደብቲ ቱር ደ ፍራንስ፡ ኤምቲኤን ኩቤካ ምስ ቦራ ኣርጎን፡ ብሬታኝ ሳቸ ኢንቫይሮመንት፡ ኮፊዲስን ዩሮፕካርን ዝርከባኣን 17 ክለባት ክትወዳደር ቀጠልያ መብራህቲ ወሊዑላ። ሓላፊ ውድድር ቱር ደ ፍራንስ ዝኾነ ክርስትያን ፕሩድሆም ግን እቲ ዝሰርሓሉ ትካል ካብ ባዶ ተበጊሱ ነታ ክለብ ናብቲ ዓቢ ውድድር ከምዘየእተዋ እዩ ዘረድእ።

"ኣብ ደቡብ ኣፍሪቃን ኢጣልያን ዝመደበራ ኤምቲኤን ኩቤካ፡ እታ ቀዳመይቲ





ኣፍሪቃዊት ክለብ ናብ ቱር ደ ፍራንስ ዝኣተወት ክትከውን ኢያ። እዛ ጋንታ'ዚኣ ንከም ኤርትራዊ ተቐዳዳማይ ናትናኤል ብርሃ ዝሓቖፈት ኢያ። ንሱ፣ ክልተ ግዜ ሻምፕዮን ኣፍሪቃን ተዓዋቲ ውድድር ዙር ቱርኪ 2013ን ኣብ ርእሲ ምዃኑ፣ ደቂ ሃገሩ እውን ኣብ ከም ቱር ኣሚሳ ቦንጎ ዝኣመሰሉ ዓበይቲ ውድድራት ብሸክለታ ኣፍሪቃ ብተደጋጋሚ ዓቢ ዓወት ከመዝግቡ ዝኸኣሉ እዮም" ክብል እዩ ክርስትያን ን ለ ኢኮፕ ዝተባህለት ጋዜጣ ፈረንሳ መረዳእታኡ ኩብርህ ዝጀምር።

"ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ምስቶም ኣብ 80'ታት ዝነበሩ ኮሎምብያውያን ተቐዳደምቲ ተምሳል ኣለዎም። ኣብ ጽቡቕ ቀመና ንዘሎ ተቐዳዳማይ ዝሓዘት ክለብ ዕድል ክትረክብ ኣለዋ። ተቐዳዳማይ፣ ኣብ ጽቡቕ ቀመና እንክሎ፣ ዕድላት ምስ ዘይረክብ፣ ንዓመታት ዝሃለኾ ከንቱ ክኸውን እዩ። እዞም መንእሰያት ምብራቕ ኣፍሪቃ እውን ኣብ ጽቡቕ ቀመና እንከለው፣ ከምዚ ዓይነት ዕድል ምስ ዝስእኑ፣ ክህሰዩ እዮም። ብተወሳኺ ኤምቲኤን ንኸም ኖርወጅያዊ ባሶን ሃገን፣ ኣስትርያዊ ማቲው ጎስ፣ ኣመራርሓዊ ፋራር ንኣመስሉ ምኩራት ተቐዳደምቲ ዝሓዘት ኢያ። በዚ ምኽንያት ድማ እታ ኣብ ሓጺር እዋን ኣብ ቅድድም ብሸክለታ ድሙቕ ኣሰር ተንበር ዘላ ፕሮ ኮንቲነንታል ጋንታ፣ ኣብ ውድድር ቱር ደ ፍራንስ 2015 ክትሳተፍ ፈቒድናላ" ይብል ሓላፊ ውድድር ቱር ደ ፍራንስ ክርስትያን ፕሩድሆም።

ቀዳማይ ፕሮፈሽናል ተቐዳዳማይን ኣብ ውድድር ኦሎምፒክ ክሳተፍ ዝኸኣለን ዳንኤል ተኽለሃይማኖት፣ ክለብ ኤምቲኤን ኣብ ቱር ደ ፍራንስ ብምስታፋ ሕቡን ምዃኑን እቲ ውድድር ድማ ኣብ ቅድድም ብሸክለታ ኣፍሪቃ ብፍላይ ድማ ኤርትራ ዓቢ ጽልዋ ከምዝህልዎ እዩ ጸብጺሑ እታ ክለቡ ዝተበሰረትላ ዕለት ተዛሪቡ። ንሱን ደቂ ጋንታኡን ድማ ብሉጽ ብቕዓት ሒዞም ናብቲ ውድድር ከምርሑ ከም ወትሩ ልምምዶቶም ብዕቱብ ከምዝቐጽሉ እዩ ኣረዲኡ።

ኣብ 2007 ዝተመስረተት ክለብ ኤምቲኤን ኣብዚ ሕጂ እዋን ሓደ እግራ ኣብ ደቡብ ኣፍሪቃ እቲ ኻልኣይ ድማ ኣብ ኢጣልያ ገይራ ኣላ። እታ ምስ መሰልጠኒ ቅድድም ብሸክለታ ዩ.ሲ.ኣይ ኣፍሪቃ ጥቡቕ ዝምድና ዘለዋ ክለብ፣ ኣብታ መጋቢት ኢላ ዘቖመታ ንእሽቶይ ክለብ እውን ንከም ተሰፎም ዑቕባማርያም፣ ሜሮን ተሾመን መትከል እዮብን ዝኣመሰሉ መንእሰያት ተቐዳደምቲ ሓቍፋ ትርከብ። ቀዳማይ ዕላማኣ ድማ ብቕዓት ኣፍሪቃውያን ተቐዳደምቲ ክብ ምባልን ዝዓብዩሉ ባይታ ምጥጣሕን ምዃኑ ኢያ ብመገዲ ሓለፍታ ትገልጽ። ብሓፈሻ 22 ተቐዳደምቲ ሒዛ ዘላ ክለብ ኤምቲኤን፣ 13 ተቐዳደምታ ካብ ኣፍሪቃ እዮም - ካብ ኣርባዕተ ሃገራት ኣፍሪቃ ደቡብ ኣፍሪቃ፣ ኤርትራ፣ ሩዋንዳን ኣልጀርያን።

ንከም ሜሮን ርእሶም፣ ጃኒ ተወልደ፣ ፍረቓልሲ ደበሳይን ንዝኣመሰሉ ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ሓቝፉ ዝነበረትን ኣብ 2014 ንመጀመርታ ግዜኣ ኣብ 'ግራንድ ቱር' ቪሉታ እስጳኛ ዝተወዳደርት ኤምቲኤን ኩቤካ፣ ኣብቲ ንመበል 102 ግዜኡ ዝካየድን ካብ 4 ሓምለ ጀሚሩ ድማ ዝስላሰልን ውድድር፣ 18 ሓምለ ንዝበዓል መዓልቲ ማንዴላ ብድሙቕ ጽምብል ክትዝክሮ ምዃና ብኢጋኡ ወሲና ኣላ።

ኣፍሪቃ ዋላ'ኳ ብደረጃ ክለብ ኣብ ውድድር ቱር ደ ፍራንስ ኣይትሳተፍ፣ ብከም ዳርሊይ ኢምፐይ ብዝኣመሰሉ ተቐዳደምቲ ምውካላ ይግለጽ። ደቡብ ኣፍሪቃዊ ኢምፐይ ኣብቲ ዓቢ ውድድር ብጫ ማልያ ክወዲ እንክሎ፣ ገለ ገለ ድማ ኣብ ኬንያ ዝተወለደ ክሪስ ፍሩም እውን ንኣፍሪቃ ወኪሎም ምስ ዝተሳተፉ ተቐዳደምቲ ዝሰርዕዎ እውን ኣይተሳእኑን። እንተ ብኽለብ ግና . . .

ብሓፈሻ ናይ ሎሚ ዓመት ውድድር 21 መድረኻት ዝሓዘ እዩ። 22 ክለባት ድማ ኣብቲ ትሸዓተ ጎላጉል ዝዓብለሎ መድረኻት፣ ተረርቲ ዓቐብ ዘጠቓልል ሰለስተ መድረኽ፣ ሸውዓተ ምሉእ ዓቐብ ውድድር (ሓሙሽተ ካብኡ ኣብ ዓቐብ (ሓውሲ ዓቐብ) እዩ ዝዛዘም) ዝሓዘ መድረኻት፣ ሓደ ናይ ውልቂ ናይ ግዜ ውድድር (ክሮኖ ሜተር) ከምኡ እውን ሓደ ብጋንታ ዝካየድ ናይ ግዜ ውድድር (ክሮኖ ሜተር) ዝሓዘ ጸወታታት ተመዲቡለን ኣሎ። እቲ ናይ ክልተ መዓልቲ ዕረፍቲ ዘለዎ ውድድር፣ ናብ ሆላንድ እውን ክበጽሕ እዩ። 3,344 ኪሎሜተር ዝሸፍን ውድድር ቱር ደ ፍራንስ 2015፣ ብተወሳኺ ንኽልተ መዓልታት ኣብ በልጁም ውድድራቱ ከሰላስል ምዃኑ ኣቐዲሙ ዝወጸ መደብ የገጽር።

## መሐሳ

# ወግዒ ምስ ካርቱናት ግላስበርገን




ኣፍቃሪየይ ምሳይ ዘረባ ካብ ዘቋርጽ ሸዱሽተ ኣዋርሕ ኣሕሊፉ ኣሎ። ቴሌፎን እንተ ደወልኩሉ እውን ኣይቅበለንን እዩ። ስለዚ እንተ ሸንዳሕኩዎስ እንታይ ‘መሰለኪ!




ሎሚ ሳላ ቴክኖሎጂ ዘጸግም ነገር የለን። ብኽያት ቈልዓኺ እንተ ጸሊእክዮ፡ ንውላድኪ ዝመረጽክዮ ቶን- (ዓይነት ሙዚቃ) ክንመልኦ ንኽእል ኢና!



ጽሑፍ ቃል ኪዳንና ንዘልኣለም ብሓደ ክንነብር እዩ ዚእዝዝ። ስለዚ ዋላ’ውን እንተ ተፋታሕና ክንረሓሓቕ ኣይግባእን!




‘ዝ ወደይ ሎሚ ምሸት ካብ ገዛ ክትወጽእ ኣይደልየካን እየ። ምኽንያቱ ኣገልግሎት ሚትዮሮሎጂ፣ ከቢድ ዝኾነ ጸቕጢ መዘና ብምዕራብ ይነፍስ ከም ዘሎ ይሕብር ኣሎ!

## ዋዛ ምስ ቁም-ነገር

ጆን ንሓደ ሽማግለ ሰብኣይ ሰዓት ይሓቶም። ሽማግለ ሰብኣይ ሰዓቶም ርእዮም፡ ምንም ከይመለስሉ ትም ኢሎም መገዶም ይቕጽሉ።

በዚ ዝተገረመ ጆን፡ ድምጹ ቅሩብ ዓው ኣቢሉ፡

“ኣቦ፡ እንታይ ደኣ ትም ኢልኩም ቸሽዩ? ንገሩኒ ‘ባ” ይብሎም።

እቶም ሰብኣይ ናብ ጆን ቀው ኢሎም ድሕሪ ምጥማት

“ኣንታ ወደይ ዘይትምሕረኒ! ... ሕጂ ሰዓት ክንደይ ምህላዉ እንተነጊረካ፡ ጸኒሕካ ድማ ኣበይ ከም ዝነብር ክትሓተኒ ኢኻ ... ምስነገርኩኻ ምናልባት ናብ ገዛይ ትበጽሓኒ ቸኸውን ... ኣብኡ ነታ ምሒር ጽብቕቲ ጓለይ ምስ ረኸኻያ፡ ብፍቕራ ክትተሓዝ ስለዝኾንካ ... ንመርዓ ክትሓታ ምኳንካ ፍሉጥዩ ... ንሳ ጉብዝናኻ ጥራይ ርእያ፡ ክተፍቅረካ ትኽእል እያ ... ኣነ’ውን ክኣብየካ ከጸግመኒ ይኽእል’ዩ ... ካልእ ተተረፈስ ናይ ኢድ ሰዓት ንምግዛእ ዓቕሚ ዘይብሉ ሰብኣይ-ጓል ክህልወኒ ድማ ፍጹም ፍቓደኛ ኣይኮንኩን ብርግጽ” በልዎ።